NATIONAL UNION OF ERITREAN YOUTH & STUDENTS MAGAZINE



# መንእሰይ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ግንቦት 2018
ሕታም 58

- ራእዩ ብዕዮ!
- መንእሰይ ጸዓት ዘለቓ ዕብየት!
- ብዝሒ ዕድላት ዝፈጥሮ ሻቕሎት
- ኣብ ሕልምኻ እንተርኢኻዮ፡ ክትጭብጦ ኢኻ
- መጽሓፍ ዝረኸበ?

- ዕላል መንእሰይ ምስ ፕሮፌሰር ኣስመሮም ለገሰ





- ስነጥበበኛ ቲፋኒ ሓድሽ

- ሓበን ግርማ፡ ንኹሉ ባህርያውን ማሕበራውን መሰናኽላት ስዒራ ትሕንበብ ዘላ ኮኾብ መንእሰይ (ዓይነስዉርትን ጸማምን)



- ዋንጫ ዓለም 2018 ሩስያ !




ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ግንቦት 2018 ቁ.58

መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ ናቕፋ 10




ናብ'ዛ መጽሔት ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፡ ሓበሬታ፡ ኣበርክቶ፡ መአረምታ ወይ ሃናጺ ነቐፌታ በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ፥

መጽሔት "መንእሰይ"
ቁ.ሳ.ጸ 1042
ቁ.ስልኪ. 202592
ፋክስ 291-1- 125981

መርበብ ሓበሬታ ማሕበር
www.eriyouth.org

ዘርጋሒ መጽሔት
ቁ.ስልኪ. 200454

መጽሔት መንእሰይ ብተወሳኺ ኣብ መርበብ ሓበሬታ www.shabait.com ክትረኽብዋ ትኽእሉ።

# ትሕዝቶ

# ቃል ኣሰናዳኢ

ዘለናዮ መድረኽ፡ መድረኽ ምጥንኻር ዕዮን ኩለንተናዊ ገስጋስን፡ መድረኽ ምምዕባል ሞያ፡ ብቕዓትን ናይ ምግባር ተኽእሎን እዩ። ነዚ ተልእኾ'ዚ ብብቕዓትን ብምልኣትን ፈጺምና፡ ብዕዮና ኣብ ሃገራዊ ራእይና ከም እንዓልብ ድማ ዘጠራጥር ኣይኮነን። ራእይ ብዕዮ ስለዝብጻሕ! ናይ ሎም ዘበን በዓል ናጽነትና "ራእዩ ብዕዮ!" ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ ኢና ንጽንብሎ ዘሎና። ኣውራ ኣተኩሮ ዓምዲ ጉዳያት መንእሰይ ኮይኑ ተዳልዩ ኣሎ።

ህዝቢ ኤርትራ፡ ብዙሓዊ ኣቋውማ ዘለዎ ሕብረተሰብ ክንሱ፡ ሓድሕዳዊ ባህሉ፡ ልምዱን እምነቱን እናተኸባበረ፡ ንዘመናት ብስኒት፡ ፍቕሪን ምትሕልላይን ዝተነባበረ ህዝቢ እዩ። ንሃገራዊ ናጽነት ኣብ ዘካየዶ ሓባራዊ ገድሊ ድማ፡ ኑቲ ነዊሕ ሰረት ዘለዎ ማሕበራዊ ስኒቱ ዝያዳ ላዛን መቐረትን ወሲኽሉ ጥራይ ዘይኮነ፡ ካብ ባህላዊ ብዙሕነት ኤርትራ፡ ኑቲ ቡብሉጹን ዘሐብንን ክብርታት እናመረጸ፡ ንኹሉ ትሕተ ሃገራዊ ክፍፍላት ዝሰገረ፡ ስልጡን ሃገራዊ ባህልን ክብርታትን ከዐንብብ ክኢሉ እዩ።

እዚ ስልጡን ባህሊ'ዚ ከምዘለዎ ናብ መንእሰይ ወለዶ ተሰጋጊሩ ክቕጽል ምርኣይ ዓቢ ጸጋ እዩ። ኣብ ነፍሲ ወከፍ ክልተ ዓመት ወርሒ ሓምለ፡ ኣብ'ታ መዲና መንእሰያት ዝኾነት ሳዋ ዘካየድ፡ ንኹሎም ሃገራውያን ኣብ ውሽጢን ወጻኢን ዘሳትፍን ዘተሓቛቑፍን ፌስቲቫል መንእሰያት፡ ሓደ መርኣያ ናይ'ዚ ምስግጋር ስልጡን ሃገራዊ ባህሊ እዩ።

8ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት፡ ካብ 13-15 ሓምለ "መንእሰይ ጸዓት ዘላቒ ዕብየት" ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ ኣብ ሳዋ ብምዕሩግ ኣገባብ ንምጽንባል ኣብ ውሽጢ ሃገርን ወጻእን ብዘለዉ ኤርትራውያን መንእሰያት ምድላዋት ክካየደሉ ጸኒሑን ኣሎን። እቲ ፌስቲቫል፡ ስሙር ጻዕርናን ሓባራዊ ራእዩናን እነኾልሓሉ፡ ሃገራዊ ክብርታትና ንምዕቃብን ንምምዕባልን እነሰላስለሉ ዘለና ስራሕ እነንጸባርቐሉ፡ ብዙሕነት ዝሰረቱ፡ ሃገራዊ ስኒትናን ፍቕርናን፡ ታሪኽናን ኣካብራናን እነድመቐሉ፡ መንእሰያት ዘላቒ ዕብየት ብዘለዓለ ብቕዓትን ኣድማዕነትን ንምቅልጣፍ ንቕሓትና፡ ውዳበናን ዕጥቅናን ኬነሐይል ቃልና እነሐድሰሉ ኣገዳሲ መድረኽ ሃገራዊ ምትእኽኻብ እዩ። ነዚ ብዝምልከት ኣብ መቓን ፌስቲቫል ምርኹስ ዝገበረ ትሕዝቶታት፡ ኣብ ዓምዲ ደሃይ ማሕበር ብመልክዕ ዜናን ትንታነ ቴማን ቀሪቡ ኣሎ።

ኣብ ናይ ሎሚ ሕታም መጽሔት መንእሰይ፡ ምስ ፕሮፌሰር ኣስመሮም ለገሰ ዝተኻየደ ወግዒ ዝሰፍሐ ቦታ ተዋሂብዎ ኣሎ። ፕሮፌሰር ኣስመሮም ዝጠዝሐ ዕድሚኡ ኣብ ትምህርትን ስራሕን ዘሕለፈ፡ ብዙሕ ዝረኣየን ዝተሞከረን ናይ ዕድመ በዓል ጸጋ እውን ስለዝኾነ፡ ኣንበብቲ መጽሔት መንእሰይ ብሓፈሻ ብሕልፊ ድማ መንእሰያት ካብቲ ወግዒ ብዙሕ ቁምነገር ክንከስቡ ምኳንና ዘጠራጥር ኣይኮነን።

መጽሔት መንእሰይ ብተወሳኺ ኣብ ዓምዲታት ሃበርምን ባህልን ስነጥበባትን ምስ ሓያለ ሃበርም መንእሰያት ብዝተኻየዱ ቃለመጠይቓት፡ ጠቕምቲ ሓሳባት ብዘለዎም ጽሑፋትን ካርቱናትን ኣጊጻ ወጺኣ ስለዘላ፡ ባህገ ኣንበብታ ኣማሊኣ ክትከውን እናተተስፈወት፡ ተሳትፎን ኣበርክቶን ኣንበብታ ከይፍለያ ትምሕጸን። ኑቶም ከይሰልከዩ ጠቓሚ ሓሳባት ብምብርካት ቀጻልነታ ኣውሒሶም ዘለዉ ጸሓፍትን ኣበርከትትን ድማ ምስጋና ትገልጽ።

# ደሃይኩም

### መንእሰያት ብዕምቈት ክንብዋ

ኣብ ዓምዲ ሓሳባት፡ “ኣብ ህይወት ኣቋራጭ ዝበሃል የልቦን” ብዝብል ኣርእስቲ ብኤርሚያስ ሰለሞን እተጻሕፈት ዓንቀጽ ንኹሉ ኣካል ሕብረተሰብ ዝኸውን ብሉጽ ሓሳብ ዝሓዘት ጽሕፍቲ ኮይና ረኺበያ።

ኣብ'ዚ ህይወት ወዲ ሰብ ብቋራጭ ፈላጥ ክኸውን፡ ብቋራጭ ጥያዊ ክኸውን፡ ብቋራጭ ክህብትም፡ ብቋራቋ ሓላፍነት ክሕዝ ኮታስ ብቋራጫት ባህግታት ተጎቢእሉ ዘሎ ዘመን፡ እዛ ጽሕፍቲ ብርቂ ሓሳባት ሒዛ ቀሪባ ስለዘላ፡ ብሕልፊ መንእሰያት ተመሊሶም ደጊሞም ብዕምቈት ክንብዋ እዞኻኽር።

ባህጊ ክህልወካ ኣገዳሲ እኳ እንተኾነ፡ ናብቲ ትብህጎ ክትበጽሕ ግና ብጻዕርን ትግሃትን እምበር፡ ብቋራጭ ክትበጽሕ እንተተመጣጢርካ፡ ምሩኽምሻሽ'ውን ከም ዘሎ ክትፈልጥ ኣገዳሲ'ዩ። ምኽንያቱ፡ ምትዕጽጻፍ፡ ዝዩዳ ናህርን ድርኺትን ወዘተ ዝብሉ ኣምራት ናብ ዕላማና ንምብጻሕ ዝሕግዙና ጸለውቲ ሓሳባት እዮም። እንተኾነ ነዞም ኣምራት መሊኽካ ኣብ ግብሪ ንኽተውዕሎም እውን ጻዕርን ብልሕን ደኣ'ምበር ኣቋራጭ መገዲ ኣይኮነን ዘድልዮ።

ኢብራሂም ሱሌማን ካብ ኢ.ኣይ.ቲ

### ዜናታት ስፖርት ወጻኢ

ናይ ዝሓለፈ ዓምዲ ስፖርት፡ እንተላይ ናይ ደገ ዓበይቲ ፍጻሜታት 2017 ሒዛ ምውጻኣ ካብ'ቲ ኣዝዩ ሰሓቢ ዝነበረ ነይሩ። ስለዚ ኣብ መጻኢ ናይ ውሽጢ ሃገር ጥራሕ ዘይኮነ፡ ሕጽር ሕጽር ዝበለ ዜናታት ስፖርት ናይ ደገ ሒዛ ክትወጽእ ጽቡቕ'ዩ። መጽሔት መንእሰይ ዘይከም ናይ ቀደም ጸብጻብ ቦታዶ ገለዶ ኢላ ከየመኻነየት፡ ቀጻልነት ናይ'ታ ነፍቅራ ዓምዲ ኣውሒሳትልና ስለዘላ፡ ምስጋና ዝግብኣ'ዩ።

ኢሳያስ ሰለሞን ካብ ኣስመራ

### ሰሓብቲ ቃለመጠይቓት

መጽሔት መንእሰይ ብኸለንትናኣ ጽቡቕ ኣላ። ኣብ ዓምድታት ሃበርም፡ ባህልን ሕብረተሰብን ከምኡ'ውን ኣብ ዓምዲ ስፖርት ዝወጹ ቃለመጠይቓት ሰሓብቲ ስለዝኾኑ ኣዳለውታ ክትደፍእሎም ኣገዳሲ እዩ። ብኣኡብ ንእተሰርሐ ፕሮጀክት ኣመልኪትኩም ምስ ኣባላት እታ ጉጅለ ተካይድዎ ቃለመጠይቕ ከኣ ሓለፋ ኣለዎ፡ እቲ ምንታይ ብሓባር ምስራሕ ክሳዕ ክንደይ ኣድማዒ ክኸውን ከም ዝኽእል ጭብጢ ስለዝኾነ።

ኣብ ዝሓለፈ ሕታም ምስ ሰብ ኣልቦ ማኪና ዝሰንዐ መንእሰያት ተመሃሮ ኮምፒተር ምህንድስና ዝተኻየደ ዕላል ኣዝዩ መሳጥን ብኣቢኡ ዝጥቀሰን ነይሩ። ካብ መንእሰያትና ግና ከምዚ ስራሕ ክንርኢ ስለዝኾንና መጽሔት መንእሰይ እጅግኣ ሰብሰብ ክትሰርሓሉ ዘለዋ'ዩ።

ጉብረመድህን የማን (ወዲ የማን)

### መጽሔት ኣካዳሚ

“ኣካዳሚ” ሓንቲ ካብ'ተን ብዕቱብ ዝከታተለን ዓምዲታት መጽሔት መንእሰይ እያ። ኣብ'ዛ ዓምዲ ዝወጹ ትሕዝቶታት ንተመሃሮ ይኹን መምህራን ኣዝዩም ጠቓምቲ ስለዝኾኑ ክድረኣላ ዘለዎ'ዩ። እቲ ኣካዳሚ ዝብል ቃል ንኣዝዩ ሰፊሕ ዓውድታት ትምህርቲ ዘጠቓልል ስለዝኾነ ግና፡ ኣብ ውሑዳት ገጻት ክድረት ዘጸግም ኮይኑ እስመዓኒ። ኣብ መጻኢ ብመልክዕ መጽሔት ተዳልያ፡ ንተመሃሮ ማእከላይን ካልኣይን ደረጃ ዒላማ ዝገበረ ትሕዝቶታት ሒዛ ክትወጽእ እንተትኽእል፡ ኣብ ምሕያል ትምህርቲ ሃገርና ዓቢዩ እጃም ክተበርኽት ምኽኣለት። ብተወሳኺ ንደቅና (ንቖልዑ) ዝኸውን መጽሔት ካጊት ዘይምህላዉ ዘተሓሳስብ ስለዝኾነ፡ ዝምልከቶ ኣካል ክሓስበሉ እዞኻኽር።

ህብትዝጊ ሰመረ




### ዘተን ምትምቓርን

ውትሩ ሓሙስ ምሸት ኣብ ኣዳራሽ ጁንዋር ዝቐርብ መድረኽ ምስትምቓር ጥዑምን ሓበሬታዊ ዘተን ካብ ግዜ ናብ ግዜ ብዙሓት ዓማዊልን ግዱሳትን እናጥረየ ዝኸይድ ዘሎ ኣገዳሲ ናይ ምብህሃል መድረኽ እዩ። እዚ ንተዓዘብቲ ጥራይ ዘይኮነ እንተላይ ኑቶም ኣቕረብቲ'ውን ተመክሮኦምን ፍልጠቶምን ንረብሓ ሕብረተሰብ ከውዕልዎ ባይታ ዘርሑ ስለዝኾኑ፡ ሃማመተኤ ብዕቱብ ሒዙ ቀጻልነቱ ከውሕሶ ዘለዎ ኮይኑ ይስመዓኒ።

እቲ ተሞክሮ ድሮ ተጠርዩ ስለዘሎ፡ ብተመሳሳሊ መልክዕ ኣብ ኩለን ዞባታት እንተቐርብ ወይ ብመልክዕ ሚድያ ደዩ ካልእ ናብ ኩሉ ኣካል ሕብረተሰብ ክበጽሕ ዝኽእሉ ኣገባብ ክትኣታቶ ጽቡቕ ነይሩ። መጽሔት መንእሰይ ድማ ንምሉእ ትሕዝቶ ዝኸውን ቦታ'ኳ ክንደየናይ ከይትረኽበሉ፡ ግና ዋላ ጽማቝ ናይ'ቲ ዝተኻየደ ምብህሃል ሒዛትልና እንተትቕርብ'ውን ኣይምተጸልኣን።

ኣማኑ ገ/ሄር ካብ ደቀምሓረ

## ደሃይ ማሕበር

# 8ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ብድምቀት ንምኪያድ ኣብ ውሽጢ ሃገርን ወጻእን ምድላዋት ይግበር

8ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ኤርትራ 2018 "መንእሰይ፡ ጸዓት ዘላቒ ዕብየት" ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ፡ ምስ መመረቕታ መበል 31 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት ተወሃሂዱ፡ ካብ 13-15 ሓምለ፡ ኣብ'ታ ኩለንተናዊ ብቕዓት ኣብ ምህናጽን ሃገራዊ ክብርታት ኣብ ምስግጋርን መሪሕ ተራ እትጻወት ዘላ መዲና መንእሰያት - ሳዋ ክካየድ ምዃኑ ቤት ጽሕፈት 8ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ኣብ ዘውጽኦ መቓን ገሊጹ።

ድሕሪ ምርግጋጽ ምሉእ ናጽነት ዝተታሕዘ ዕዮ ገዛ ህዝብን መንግስትን ኤርትራ ምርግጋጽ ዘላቒ ዕብየት እዩ። ብስትራተጂ ርእሰ-ምርኮሳ ዝምራሕ፡ ማሕበራዊ ፍትሒ መትከል ዝገበረ፡ ቀጻልነት ዘለዎ ዕብየት። ልክዕ ከምቲ ኣብ ምርግጋጽ ናጽነት ዝከበረ ተራ ድማ እቲ ዕላማ ብወሳኒ ተራ ሰብ እዩ ዝረጋገጽ - ሰብ ብሰቡ ድማ መንእሰይ!።

መንእሰይ ኤርትራ ሕልምን ባህግን ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ምግሃድ ዝተጻወቶ ተራ ካብ ብቓላት ክትገልጾ ምፍታን ብትርጉም ልኡላውነትን ምውናን ሃገራዊ ባንዴራን ክስተማቐር ከሎ ዝበለጸ መግለጺ እዩ። ሕጂ ኣብ ናጻ ኤርትራ ኴንና ብዛዕባ ምርግጋጽ ዘላቒ ዕብየት ክንሓስብ ከለና'ውን እቲ እምነት ኣብ መንእሰይ እዩ፡ ምኽንያቱ ምርግጋጽ ራእይና መንእሰይ እዩ። እዚ እዩ መንእሰይ ጸዓት ዘላቒ ዕብየት ዝብሎ።

ጸዓት ከም ቃል ክትርጉም ከሎ ስራሕ ናይ ምስልሳል ዓቕሚ ወይ ብቕዓት ወይ'ውን ሓይሊ ተባሂሉ ክግለጽ ይከኣል እዩ፡ ስለዚ፡ እቲ ምኽንያት ዓቕሚ ትግባረ መደባትና ኣብ ኢድ መንእሰይ እዩ ዘሎ። ምናልባት ጸዓት ብዝግባእ እንተተጠቒምካሉ ክሳብ ክንደይ ምኽንያት ዕብየትን ብልጽግናን ከምዝኸውን ርዱእ ስለዝኾነ መንእሰይ'ውን ብዝግባእ እንተተጠቒምካሉ ውሕስነት ዘላቒ ዕብየት ኣብ ኢዱ ከምዘሎ ንጹር ይኸውን።

ጸዓት ብዝግባእ እንተተዓቂቡን ተሓዲሱን እዩ ንበዙሕ መደባት ኣቀላጣፊ ባእታ ኮይኑ ክዓዪ ዝኽእል፡ ብተመሳሳሊ፡ መንእሰይ ብዝግባእ እንተተማሂሩን ተማእዚኑን ንኹሉ ባህግታትን መደባትን ሕብረተሰብ ናብ ጋህዲ ክቕይር ዝኽእል ዕቑር ሓይልን ክእለትን ኣለዎ።

"መንእሰይ ጸዓት ዘላቒ ዕብየት" ዝብል ቴማ እምበኣር፡ ኑቲ




መንእሰይ ኣብ ምውሓስ ዘላቒ ዕብየት ዝህልዎ ተራን ኣበርክቶን ንምግላጽ ጥራይ ዘይኮነ፡ ንመንእሰይ ክግበረሉ ብዛዕባ ዝግባእ ኣተሓሕዛን ኣልያን ንምዝኽኻር እውን'ዩ።

ኣተኩሮ መደባት 8ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት፡ ምህዞን ፈጠራውነትን መንእሰያት ዘንጸባርቕ፡ ኣብ ዝሓለፈ 40 ዓመት ኣበርክቶ ማሕበር ኣብ ምህናጽ መንእሰይን ከምኡ'ውን ተራ መንእሰያት ኣብ መስርሕ ምውሓስ ልኡላውነትን ምህናጽ ሃገርን ዝሓለፈ ርብዒ ዘመን ከንጸባርቕ እዩ። ብተወሳኺ ሰፊሕ ናይ ምዝላይን ምግራብን መደባት ማእቶት ዘጣመረ፡ ልሙድ ትምህርታዊ፡ ባህላዊን ስነጥበባውን መደባት ክህሉ እዩ።

ኣብ ዝተፈላለየ መዳያት ዝለዓለ ኣበርክቶ ንዝገበሩ ብሉጻት መንእሰያት ኣፍልጦ ዝሁብ ሽልማት "ሶይራ"፡

ኣብ ምህዞን ሰንዓን ብዘለዓለ ተብላሕነትን መሃዝነትን ጸብለልታ ንዘርኣዩ ሽልማት "ምህዞን ሰንዓን" ከምኡ'ውን ኣብ ወጻኢ ሃገራት ናይ 2ይ ደረጃ ኣካዳምያዊ ትምህርቶም ብዐቕዓት ንዛዘሙ ኤርትራውያን ዝወሃብ ሽልማት "ሳዋ" ኣብ ጽንብል ፈስቲቫል ክወሃቡ'ዮም።

ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ብሓፈሻ ብዛዕባ መደባት ማሕበርን መደባት መንእሰያትን ዝዘርቲ እኳ እንተኾነ፡ 8ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ግን ማሕበር ኣብ ጉዕዞ 40 ዓመት ብፍላይ ድማ ኣብ ዝሓለፈ ናይ ናጽነት ዓመታት፡ መንእሰያት ኣብ ምልማል ክካይዶ ንዘጸንሐ ዝተፈላለየ ዓበይቲ መደባት ክንጸባርቕ ብዘኽእል ኣገባብ ክቐርብ'ዩ። ንኹሉ ኣብ ሓደ ኩርናዕ ክተንጸባርቖ ከጸግም ዝኽእል እኳ እንተኾነ፡ ብዐቢ ኹርናዕ፡ ኣብ ዝተፈላለየ መደያት ንዝተሰላሰለ ዕማም ኣብ ውጽኢት ብዘተኮረ ኣገባብ ከምዝቐርብ ክግበር ይስረሓሉ ኣሎ።

ኣብ መደባት ባህሊ፡ መንእሰያት ንያታዊ ክብርታትና ክፈልጥዎን ክኩብርዎን፡ ብፍልጠት ተሰንዮም ድማ ኣብ ዓለማዊ መድረኽ ተወዳዳሪ ክገብርዎን ዝድርኽ ዝተፈላለዩ ናይ ውድድር መደባትን ምርኢታትን ክካየድ እዩ። ኣብ ኣዳራሽ መንእሰያት ዞባታት፡ ንጉዕዞ ማሕበር ኣብ ዝሓለፈ ናይ ናጽነት ዓመትን፡ ተራ መንእሰያት ኣብ መስርሕ ምህናጽ ሃገርን ምውሓስ ልኡላውነትን ኣብ ዝሓለፈ ርብዒ ዘመን ዘንጸባርቕ ክኸውን እዩ። ኣብ ኣዳራሽ መንእሰያት ድያስፖራ ድማ ንተሳትፎ መንእሰያት ድያስፖራ ብዝምልከት ብቕዓትን ተወዳዳርነትን ኤርትራውያን መንእሰያት ኣብ ዝነብሩሉ ከባቢን ተሳትፎ ናይ እዚ ሃገራዊ ጸጋ ኣብ ሃገራዊ ጉዳያትን ዝልዓለ መልክዑ ብዝገልጽ ኣገባብ ንምንጽብራቕ ክፍተን እዩ። ተራ መንእሰያት ድያስፖራ ቅድምን ድሕርን ናጽነት ኣብ ክልተ ገጽ ብዘንጸባርቕ ዝቐርበሉ መድረኽ ክፍጠር'ዩ።

ብዘይካ'ዚ ብዓበይቲ ካድራትን ሞያውያንን ዝካየዱ ሰሚናራትን ኣብ መጽናዕታዊ ወረቓቕቲ ምርኩስ ዝገበረ ሓባራዊ ዘተን ኣብ እዋን ፈስቲቫል ኣብ ሳዋ ክቐርቡ'ዮም። ኣብ ዝቐርቡ መጽናዕታዊ ወረቓቕቲ፡ እኹል ግዜ ተዋሂብዎም ከምዝዳለዉ ብምግባር፡ ንኹሉ ዓውድታት ብኽፉት ዝትንክፉን ኣብ ሕብረተሰብ ለውጢ ከምጽኡ ዝኽእሉን ወረቓቕቲ ንምቕራብ ይስረሓሉ ኣሎ። ዝተፈላለዩ ፍልጠት ጠቀስ ውድድራት ንተመሃሮ፡ መንእሰያትን ሰራዊትን ብዘሳትፍ ኣገባብ ንምክያድ ምድላዋት ይግበር ኣሎ።

ብዘይካ'ዚ ዛንታታት ውዕሎ ዋርሳይ ዝትረኽሉ መድረኽ፡ ብፍሉይ ንዘኽሪ ሰማእታት ዝዳሎ ኩርናዕ ሰማእታት፡ መደባት ሓባራዊ ዘተ፡ ሰሚናራትን ሓባራዊ ጉዳያትን ኣብ'ዚ ፈስቲቫል ክቐርቡ ተወጢኖም ዘለዉ ንጥፈታት እዮም።

ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ኣብ ነፍሲ ወከፍ ክልተ ዓመት ብምውህሃድ ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራን ማእከል ስልጠና ሓይልታት ምክልኻል ኤርትራን ዝካየድ ኮይኑ፡ ነዚ ን8ይ ግዜኡ ዝካየድ ዘሎ ፈስቲቫል ብድምቀት ንምብዓል፡ ካብ ክልቲኡ ወገን ዝቖመት ላዕለወይቲ ኣወሃሃዲት ኮሚቴ ሃሊያ፡ ነንሓድሕደን ስጡም ናይ ስራሕ ምትእስሳር ዘለወን ንጥፈታት ዘወሃህዳ ኮሚተታት ድማ ብወገን ማሕበርን ማ.ሰ.ሓ.ም.ኤን ኣቐዲመን ቁይመን ብንጥፈት ይዋስኣ ኣለዋ። ብተወሳኺ ካብ ሚኒስትሪ ቱሪዝም፡ ሚኒስትሪ ዜናን ካልኦት ኣካላትን ዝተወከሉ ኣባላት'ውን ከምቲ ልሙድ ኣካል ኮሚተ ፈስቲቫል ኮይኖም ክሰርሑ'ዮም።

ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ብቐንዱ ናይ ኤርትራ መንእሰያት ውራይ ብምዃኑ፡ ኣብ ዉሽጥን ወጻእን ዝነብሩ ኤርትራውያን መንእሰያት ዕድማት ጥራይ ካብ ምዃን ሓሊፎም፡ ብዝተፈላለዩ ንጥፈታት ተሳተፍቲ ክኾኑን ውራዮም ንምድማቕ ኣበርክቶኦም ከዕዝዙን እቲ እዮም።



# ትንታነ

# መንእሰይ
# ጸዓት ዘላቒ ዕብየት!

ናይ ሎሚ ዓመት ሃገራዊ ፈስቲቫል መንእሰያት ኤርትራ፡ "መንእሰይ፡ ጸዓት ዘላቒ ዕብየት" ኣብ ትሕቲ ዝብል መሪሕ ቴማ፡ ንወሳኒ ግደ መንእሰያት ኣብ ኩሉ መዳያት ብዘዘኻኽርን ዘነቓቕሕን ዝተፈላለየ መሰናድኦታት፡ ከም ወትሩ ኣብታ ማእከል ስልጠናታት፡ መተኣኻኸቢት ቅርዓት መንእሰያት ዝኾነት ሳዋ ክኻየድ እዩ።

"መንእሰይ፡ ጸዓት ዘላቒ ዕብየት" ዝብል ሓረግ፡ ዕምቈት ትርጉሙ፡ ኣመና ሰፊሕ እዩ። ከምዝፍለጥ ዝኾነ ወለዶ፡ ኣብ ዝኾነ መድረኽ ነናቱ ብድሆታትን ተልእኾታትን ኣለውዎ። ናይ ዝኾነ ወለዶ መድረኻዊ ተልእኾ ክፍጸሙ ሓላፍነት ዝስከሙ ኸኣ ወትሩ እቶም ኣብ ውዑይ ዕድመ ዝርከቡ መንእሰያት እዮም። መንእሰይ እምበኣር፡ ኣብ ግዜኡ ዘጋንሕዎ ብድሆታት ገጢሙ፡ ብጻዕሩ ብልሒኡን መሃዝቱን ተልእኾ ሕብረተሰብ ኣብ ምዕራፉ ኬብጽሕ ትጽቢት ዝግበረሉ ቀንዲ ጸዓት ናይ ሕብረተሰብ እዩ።

ሕብረተሰብ ምንጪ ጸዓቱ ኣእምሮ፡ ጉልበትን ወኒን መንእሰያቱ እዩ። ሕብረተሰብ መጻኢኡ እንታይ ክመስል ይኽእል፡ ጸዓት መንእሰያት ኣብ ምንታይ ይውዕል እዩ ዝውሰኖ። ብሓጺሩ ዕድል ህዝቢን ሃገርን ኣብ እንግድዓ መንእሰይ እዩ። ክንዲ ዝኾነ ከኣ ረዚን ሓላፍነት'ዚ ብዝግባእ ተረዲኡን ኣስተማቒሩን፡ መራሒ ግብርን ሓሳብን ኮይኑ፡ ብሓባራዊ ዕላማ ተጠሚሩ፡ መሪሕ ግደ ዝጻወት ንቑሕን ብቑዕን መንእሰይ ምህላው ወሳኒ እዩ። መንእሰይ ሓላፍነቱ ከተግብር፡ ኣብ መድረኹ ዘሎ ተልእኾ ሕብረተሰቡ ብብቕዓት ክፍጽም እንተኾይኑ ከኣ፡ ልዑል ስኑሓሳባዊ ብቕዓትን ውዳበን፡ ሓያል ወኒ ርእሰ ምትእምማንን ባህጊ ምዕባለን፡ ኣድማዒ ሞያን ፍልጠትን፡ ብሉጽ ክብርታት ዘውንን፡ ክኸውን የድሊ።

### ስነ-ሓሳባዊ ብቕዓትን ውዳበን

ምንጪን መሰረትን ምዕባለ ሓሳብ ወይ ንቕሓት እዩ። መንእሰይ ናይ ዝኾነ ወለዶ፡ ኣብ ግዜኡ ንዘሎ ባዕላዊን ወድዓዊን ኩነታት ብልክዕ ዝግንዘብ፡ ብደረጃ ዓለም ዘሎ ዝተፈላለየ ኣምራዊ መጻወድያታት ፈንጺጉ፡ ብሓርነት ዝሓስብ ክኸውን ይግባእ። ህሉውን መጻኢን ወለዶ ዝሕበሕቡን ብኽብሪ ዝዘክርን ታሪኽ ክሰርሕ ዝኽእል ከምዚ ዓይነት ንቕሓት ሃልዩዎ፡ ንሕብረተሰቡ ዝሓይሽ ናይ ጉዕዞ ርእሰ ስነ-ሓሳብ ዝኽተልን ዘተግብርን መንእሰይ ጥራይ እዩ። ቀዳሞት መንእሰያት ኤርትራ፡ ንመግዛእታዊ ኩነት-ኣእምሮ ክርዕምዎ ስለዘይመረጹ፡ ናጽነት ንምርካብ ኣብ ጣቓን በረኻን ሰፊሮም፡ ነዊሕን መሪርን ገድሊ ሰጊሮም ኣብ ዕላማኦም በጺሖም።

ታሪኽ ፖለቲካዊን ዕጥቃዊን ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ እምበኣር፡ ልዑል ስነ-ሓሳባዊ ብቕዓት ናይ ዝዓጠቑ ሃገራውያን መንእሰያት ታሪኽ እዩ። እዞም መንእሰያት'ዚኣቶም፡ ሃገራውነት መሰረቱ እቶም ንባህሊ ሕብረተሰቦም ዘቑሙ ክብርታት ምኳኖም ብምግንዛብ፡ ንኽብርታት ሕብረተሰብ ኤርትራ ዓንዲ ማእከል ውሽጣዊ ሓይሎም ገይሮም፡ ኩሉ ውልቃዊ ነገራዊን መንፈሳዊን ባህግታት ምእንቲ ህዝብን ሃገርን ቀቲሎም፡ ብኣካልን መንፈስን ሳላ ዝተብጀው'ዩ እቲ ዓለም ኣይክኣልን ዝበለቶ ገድሊ ንናጽነት ተኻኢሉ። ኣብ ንኣሰ ዕድመኻ፡ ውልቃዊ ራእይን ዕላማን ዕሽሽ ኢልካ፡ ምእንቲ ባህግን ዕላማን ሕብረተሰብ ምውፋይ፡ ሃገራዊ መንእሰይ ጥራይ ክበጽሖ ዝኽእል ዝለዓለ ደረጃ ንቕሓትን ስነሓሳባዊ ብቕዓትን እዩ። ከምዚ ዓይነት ንቕሓት ዘለዎ መንእሰይ ድማ እዩ፡ ኣብ ግዜኡ ዝጎጥሞ ብድሆታት ሰጊሩ መድረኻዊ ተልእኾኡ ብብቕዓት ክፍጽም ዝኽእል።

ኣብዚ ዘለናዮ መድረኽ እውን እንተኾነ መንእሰይ ኤርትራ፡ ባህግን ራእይን ሕብረተሰቡ ኣብ ምዕራፉ ዘብጽሕ ናጻ ፖለቲካዊ መስመር እናተኸተለ፡ ኑቶም ርእሲ ኹሎም ሃገራዊ ሃብትናን ንያትናን ዝሰርዑ ክብርታት ሕብረተሰብና ንምጅላሕ ብስውርን ረቒቕን ሜላ፡ ካብ በበይኑ ኩርናዓት ዝሰንደው ናይ ሓሳብ መርዚታት ወጊድ ኢሉ፡ ንኣሰዳዕቲ ኣበሃህላታት ግዲ ከይሃበ፡ ብልዑል ጥምረትን ውዳበን መጻኢ ዕድልና ዝኹልዑ መደባት ልምዓት ኣብ ምስልሳል'ዩ ዝርከብ። እዚ መርኣያ ስነሓሳባዊ ብቕዓቱን ንቕሓቱን እዩ። ከምቲ መንእሰይ ወለዶ ገድሊ፡ ዓንዲ ማእከል ሓርነታዊ ተጋድሎና ኮይኑ ናጽነት ብምምጻእ፡ ሕልሚ ወለዶታት ዘጋሃደ፡ ናይዚ መድረኽ'ዚ መንእሰይ እውን ብዙሕ ዝዓይነቱ ግዳማዊ ተጻብኦታትን ሸርሒታትን እናመከተ፡ ንዘላቒ ዕብየት ሃገሩ ብዘይግባእ እኣምሮኣዊን ጉልበታዊን ጸዓቱ የፍስስ ኣሎ። እዚ ውፉይን ማእተታዊን መንእሰይ፡ ጸዓት ዘላቒ ዕብየት ምዃኑ ዛጊት ዝፈጸሞም ተግባራቱ ምስክር

እየም። ብጥቕልሉ ኤርትራ እትኽተሎ ስነ-ሓሳብ ማሕበራዊ ፍትሒ፣ ናብ ተጨባጢ ውጽኢት ዘቕይሮ ዘሎ፣ ናይ መንእሰያታ ንቕሓትን ውፉይ ስራሕን እዩ። ከምዚ ዝኣመሰለ ብእኩብ ዝሓሰቡ፣ ውልቃዊ ረብሓ፣ ሓባራዊ ረብሓ ብምቕዳም ከምዝመጽእ ዝኣምንን ምእንቲ ሓባራዊ ዕላማ ዝውፈን መንእሰይ ምርኳብ እምበኣር ንሕብረተሰብ ዓቢ ጸጋ እዩ። ተወፋይነት ዝሓላገቱ መንእሰይ ኤርትራ፣ ብርግጽ ጸዓት ዘላቒ ዕብየት እዩ።

## ወኒ ርእሰ ምርኮሳ

ፖለቲካዊ ናጽነት ድርዑን ዋሕሱን ቁጠባዊ ሓርነት እዩ። ቁጠባዊ ሓርነት ድማ፣ እንትርፎ ብመትከል ርእሰ-ምርኮሳ ብኻልእ ዘይጭበጥ ጽፍሒ ናይ ናጽነት እዩ። ከምዝፍለጥ ናይ ዓበለልቲ ሓይልታት ስነ-ሓሳብን ድሌትን፣ እተን ዘይማዕበላ ሃገራት፣ ካብ መባእታዊ ቁጠባ ከይወጻ፣ ብቐጻሊ ምንጪ ጥረ-ነገራት ኮይነን ክኑብራ እዩ። ነዚ ንምርግጋጽ ድማ እልቢ ዘይብሉ ኣልማሲ ሸርሒታት ምስ ተዋደደ እዩ። እቲ ዕውት መንእሰይ፣ ነዚ ብዙሕ ዝመልክዑ ሸርሒታትን ኣደናገሪ ጸወታታትን ብንቕሓት ሰጊሩ፣ ምስጢር ምዕባለ ዝኾኑ ክብርታት ክውንን ዝኽኣለ እዩ። ዝዓበየ ካብዚ ክብርታት'ዚ ብኡብሰኻ ናይ ምሕዳር ወይ ርእሰኻ ናይ ምኽኣልን ምምዕባልን ልዑል ድሌትን ወኒን እዩ።

ናይዚ መድረኽ'ዚ ኤርትራዊ መንእሰይ፣ በዚ ንቕሓትን ወኒን'ዚ ኣብቲ መንግስቲ ኤርትራ ዝኽተሎ ሓራ ቁጠባዊን ፖለቲካዊን መስመር ረጊጹ፣ ሃገር ብኡብሳ ንኽትሓድር ብኹሉ መዳያት ይረባረብ ኣሎ። ብግብሪ ድርኣ ከምዘሎ፣ ኣብ ኤርትራ፣ ወሳኒ ግደ መንእሰይ ዘይንጸባረቐሉ ናይ ልምዓት ስርሓት የልቦን። ካብ መግዛእቲ ዝተወርሰ ማሕበረ-ቁጠባዊ በሰላታት ሃገር ብምሕዋይ፣ ንዘላቒ ቁጠባዊ ዕብየት ድልዱል መሰረት ኣብ ምንጻፍ ብዙሕ ሰጉሙ ዘሎ መንእሰይ ኤርትራ፣ እቲ ቀንዲ ምንጪ ጸዓት ልምዓትን ርእሰኻ ምኽኣልን ምዃኑ ብግብሪ ኣመስኪሩ እዩ። ዓሰቢ ኣበርክቶኡ ራህዋ ሕብረተሰቡ ምዃኑ ኣሚኑ፣ ልዕሊ ንብረ ክውፊ ጸኒሑ ኣሎ። ምህርቲ ናይ ሎሚ ዕዮኡ፣ መጻኢቲ ወለዶታት ዝበለጸ ህይወት ዘስተማቕሩላ ብኡብሳ እትሓድር ብልጽግቲ ኤርትራ ከም እትኸውን ተገንዚቡ፣ ልዑል ሓቦን ኒሕን ተቐኒቱ ብዘሰላስሎም ዘሎ ዓበይቲ ዕዮታት ከኣ፣ ትሰፋው መጻኢ ሕብረተሰብ ኤርትራ ደሚቑ ኣብ ዝረኣየሉ ደረጃ ምብጻሕ ተኻኢሉ ኣሎ።

ቀንዲ ምስጢር ምዕባለን ብልጽግናን ስራሕን ንዓቕምኻ ብዕጽፍታት ዘራብሕ ዲሲፕሊንን ውዳበን እዩ። ዲሲፕሊንን ልዑል ውዳበን ሒዙካ ርእስኻ ንምኽኣል እተካይዶ ጻዕሪ፣ ፍልጠት፣ ሞያን ተሞኩሮን ኣቕሲሙ፣ ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ብቕዓት ዘብጽሕ መገዲ እዩ። መንእሰያት ኤርትራ፣ ነዚ ክልቲኡ ጸጋታት'ዚ ክጭብጡ ብምኽኣሎም እምበኣር፣ ኑቲ ቀንዲ መርሖ ዘላቒ ዕብየት ድሮ ወኒኖሞ ኣለው ክበሃል ይከኣል።

## ፍልጠት፣ ሞያን ተክኖሎጂን

ፍልጠትን ሞያን ኣዘዮም ኣገደስቲ ረቛሒታት ዕብየት እዮም። ምኽንያቱ ናይ ኩሉ ምዕባለታት መሰረት ፍልጠት ወዲ-ሰብ እዩ። ብኻልእ ኣዘራርባ ምንጪን ፈጣሪን ኩሉ ዓይነት ጸጋታት ሰብ እዩ። ሞያን ፍልጠትን ዝዓጠቐ ሰብ ድማ ዝያዳ ኣፍራዪ፣ ቅልጡፍን ኣድማዒን እዩ። ደረጃ ኣፍራይነትን ቅልጣፈን ሕብረተሰብ ብመጠን ፍልጠቱን ዝጥቀሞ ናውቲ ማእቶትን ዝዓጥቆ ቴክኖሎጂን ይፈላለ እዩ። ክንዲ ዝኾነ ንመንእሰያት ሞያን ፍልጠትን ምዕጣቕ ሓደ ካብ ዓበይቲ ዕማማት ህዝቢን ሃገርን ክኸውን ግቡእ እዩ። መንግስቲ ነዚ ሓቒ'ዚ ብምግንዛቡ፣



ንመንእሰያት ብኣእምሮን ኣካልን ናይ ምኹሳኣስ ሓላፍነት ተሰኪሙ ግዚፍ ወፍሪ ክገብር ጸኒሑ ኣሎ። ኣብ ዝሓለፈ ናይ ናጽነት ዓመታት ኣስታት 500,000 መንእሰያት ብማእከል ስልጠናታት ሳዋ ሓሊፎም፡ ኣካዳሚያዊ ወተሃደራዊን ሞያዊን ፍልጠት ክቐስሙ ምኽኣሎም ጥራይ ዕብየት ናይቲ መንእሰያት ንምምልማል ክግበር ዝጸንሐ ወፍሪ ዘመልክት እዩ። ኣብ ኩለንትን ኣብያተ ትምህርቲ ስነ-ኪነትን ድማ ብዓሰርተታት ኣሽሓት ዝቖጸሩ መንእሰያት ብዘተፈላለየ ሞያን ዓውደ-ፍልጠትን ተመሪቖም ናብ ስራሕ ዓለም ይጽምበሩ ኣለው።

ኣቐዲሙ ከምእተጠቐሰ፡ ስትራተጂ ቁጠባዊ ዕብየት ኤርትራ፡ ብቐንዱ ኣብ ርእሰ ምኽኣል ዝምርኩስ እዩ። ኣብ ግዝእ ዓቕምኻን ክእለትካን ዝምስረት ድልዱል ቁጠባ ንምህናጽ ከኣ፡ ኣብ ዜጋታት ሓያል ናይ ዓያይነት መንፈስን ናይ ስራሕ ዲሲፕሊንን ምኹሳኣስ ጥራይ ዘይኮነ፡ መንእሰያት ብዘመናዊ ስነ-ፍልጠትን ቴክኖሎጂን ብምስልጣን ብቕዓት ኣፍራይነቶም ኩብ ምባል የድሊ። ኣብዚ ኣመለኻኽታ'ዚ ብምብጋስ፡ መንግስቲ፡ መንእሰያት ዘመናዊ ቴክኖሎጂን ክእለትን ዓጢቖም ዚያዳ ኣድማዕነትን ኣፍረይቲን ኪኾኑ፡ ምዕቡል ቴክኖሎጂን ዝተራቐቐ ማሺነሪታትን ንምትእትታው ኣዝዩ ግዚፍ ወፍሪ ክገብር፡ ንዕኡ ዘንቀሳቕሱ ብዙሓት መንእሰያት ከሰልጥን ጸኒሑ ኣሎ። ከም ውጽኢት ናይዚ ጻዕሪ'ዚ ኣብ ኩሉ ከባቢታት ሃገር ዝትግበሩ ዘለው ፕሮጀክትታት ልምዓት ብሓንጎልን ጉልበትን ሞያን መንእሰያትና እዮም ዝትግበሩ ዘለው። ኑተን ብደረጃ ዓለም ዘመናውያን ዝበሃላ ማሽነሪታት ኣብ ሓጺር ግዜ መሊኾም ዘሰርሕወን ዘለው መንእሰያትና እዮም። ነዚ ብውሽጣዊ ዓቕምና እነሰላስሎ ዘለና ፕሮጀክትታት ልምዓት ንምትግባር፡ ኣብ ናይ ወጻኢ ኩባንያታትን ናይ ደገ ክኢላታትን እንተንምርኩስ፡ ክሓተና ዝኽእል ወጻኢታት ንምግማቱ ኣየጸግምን።

ሳላ ብልሕን ዓቕሚን ተወፋይነትን መንእሰያትና ግን ብገዛእ ዓቕምና እንሕበኦሉ ስራሕ ዓሚምና። ክእለት ኣብ ምውናን ድማ ብዙሕ ስጉምና ኣለና። ከም ውጽኢቱ፡ ኤርትራ ወናኒት ከበድቲ ናይ ልምዓት ማሺነሪታትን ንዕኡ ከሰርሑ ምሉእ ብቕዓት ዘለዎም መንእሰያትን ኮይና ኣላ። ኤርትራዊ መንእሰይ ብርግጽ ጸዓት ንዘላቒ ዕብየት!

## ባህልን ክብርታትን

መንእሰይ ናይ ዝኾነ መድረኽ፡ ታሪኽ ከማእዝን ፍሉይ ሓላፍነት ዝተሰከመ ቀጻሊ ሕብረተሰብ እዩ። መንእሰይ ወለዶ፡ ሓላፍነት ህዝብን ሃገርን ኣብ ማእገሩ ጾይሩ መድረኻዊ ተልእኾኡ ብብቕዓት ክፍጽም እንተኾይኑ ድማ፡ ንክብርታት ሕብረተሰቡ ክፈልጦ፡ ክሕበኦሉን ብሶላ ናይ ህይወቱ ገይሩ ክወስዶን ይግባእ። ናይ ምዕባለ ሽውሃቱ ከርዊ ዝቃለስ ሕብረተሰብ፡ ንመንእሰያቱ ዘመናዊ ፍልጠትን ሞያን ከዕጥቕ ኣዝዩ ኣገዳሲ እኳ እንተኾነ ንክብርታት ማእከል ዘይገበረ ህንጸት ኣእምሮ ግን ኣብ ቀድሚ ዓለማዊ ተጻብኦን ውዲትን ጸኒዕካ ደው ክትብል ዘኽእለካ ኣይኮነን።

ታሪኽ መንእሰያት ኤርትራ፡ ታሪኽ ቃልሲ ንፖለቲካዊ ናጽነት ጥራይ ዘይኮነ እንተላይ ታሪኽ ምዕቃብ ባህላዊ ውርሻታትን መንነትን እዩ። ግዝኣትን ዘራያቶምን ኤርትራዊ መንነት ንምሕካኽ ዝኣለምዎ ሽርሒ፡ ብሓድነት ህዝብና ኣውራ ድማ ቡቲ ንዕላማታት ከፋፋሊ ፖሊሲ ዘፍሸለን ተቓሊሱ ዘዐወተን መንእሰይ ወለዶ በርዒኑ ተሪፉ እዩ። የግዳስ ሕጂ እውን እንተኾነ ንመንእሰይ ኤርትራ፡ ብዘተወደበ ዘመተታት ስነ-ኣእምሮኣዊ ኲናት ኣስዲያም ሽብረኽ ኩብልዎ ዝሃልኩ ኣይተሳእኑን።

ኤርትራውያን፡ ዋሕስ ናይ ትማሊ፡ ናይ ሎሚን ናይ ሓዋሩን መኹተናን ቃልስናን ክብርታትና እዮም። ህዝቢ ኤርትራ፡ ኣብቲ ፈውሲ ማሕላ እኳ ኣጆኻ ዝብሎ ከይረኸበ ናጽነት ክደሊ ዘሕለፎ ጽንኩር እዋን፡ እንኮ ዋሕሱን ዝተኣማመነሉን ጸጋ ክብርታቱ እዩ ነይሩ። መሬቱ ብዳግማይ ወራር ምስ ተደፍረ'ውን ንክብርታቱ ዓጢቑ'ዩ ሃገሩ ካብ ኀበጣ ኣድሒኑ ልኡላውነቱ ክዕቅብ ዝኸኣለ። ክብርታትና፡ ንኤርትራዊ ሓባራዊ ስነ-ኣእምሮ ዝሃንጹ ሰውራት ኣጽዋርና እዮም። ተጻብኦታት ንምክተሎም፡ ፈታኒ እዋን ንሰግረሎም፡ ሽርሕታት ነፍሽለሎም፡ ንስራሕን ዕብየትን ንግልገለሎም ጸዓትና እዮም።

ናይዚ መድረኽ'ዚ ኤርትራዊ መንእሰይ፡ ብቑዕ ወራሲ ክብርታት ምኳኑ ኣብ ምክልኻል ሃገርን ኣብ ዕዮ ልምዓትን ብጭቡጥ ኣመስኪሩ እዩ። ኣሰር ናይቶም ንሰማዒኡ ዘደንጹ ቅያን ጅግንነትን ፈጺሞም፡ መሬት ሕድሪ ዘውረስዎ ኣያታቱ ተኺቲሉ፡ ሃገራዊ ልኡላውነቱ ከየድፈረ ጸጊቡ ዝሓድረላ መሬት ክፈጥር ለይትን ቀትርን ብትግሃት ይሰርሕ ኣሎ። ድሮ እኳ መጻእቲ ወለዶታት ዝሕበኑሉን ኑቶም ጽባሕ 'ኣሰርካ ኣበይ ኣሎ?' ኢሎም ዝሓትዎ ንኣሽቱ ኣሕዋቱን ኣሓቱን ኣፍ ኣውጺኡ ዝምልሰሎም ልምዓታዊ ዕዮታት ኣሳሊጡ ይርከብ።

ኤርትራዊ ሃገራዊ ክብርታት እምበኣር፡ ናጽነት ንምምጻእ ኣብ ዝተፈጸመ ቅያን ጅግንነትን ተኣምር ሰሪሑ፡ ናብ ወለዶ ልምዓት ብምስጋር ገና ተኣምር ይሰርሕ ኣሎ። መንእሰያት ታሪኽ ሃገሮምን ህዝቦምን ክፈልጡን ብቑዓት ወረስቲ ክብርታት ክኾኑን እንክለው፡ እቲ መኸሰብ ንሃገርን ህዝቢን ክሳብ ክንደይ ዓቢ ምኳኑ ከኣ ብግብሪ ንርእዮ ኣለና። ብርግጽ ድማ፡ ታሪኽ ህዝቡን ሃገሩን ዝፈልጥ፡ ክብርታት ወለዱ ዝወረሰ፡ ብመንነቱ ዝሕበን መንእሰይ ጥራይ'ዩ፡ ናይ ግዝእ ርእሱ ታሪኽ ክሰርሕ ዝኽእል። ዕድመ ኑቲ ክብርታት ቀዳሞት ወረሱ ንዘላቒ ዕብየት ጸዓቱ ብዘይግብበዝና ዝውሬ ዘሎ - ኤርትራዊ መንእሰይ!

# መበል 14 ዋዕላ መንእሰያት ህግደፍ ዞባ ኣውሮጳ

ውድብና ህዝባዊት ውድብና
ዉድብና ዓንዲ ተጋድሎና
ውድብና ተስፋ ኤርትራና
ንሳያ ሓንትን ወካሊትን ጉዳይና

ብዓውታ ዝድመጽ ዝነበረ ውድባዊ መዝሙር እዩ። እዚ ድምጺ ናይ'ቶም ሓቂ ደሚቓ ክትወጽእ ከይሰልከዩ ዝጽዕሩ ድምጺ ናይ'ቶም ዓሚ ኣብ ሆላንድ ድምጾም ክሃጥም ሃቐነ ዝተኻየደሎም፡ ድምጺ ናይ'ቶም ኣካሎም ዝረሓቐ መንፈሶም ግን ወትሩ ምስ ሃገሮምን ህዝቦምን ዝኾኑ፡ ድምጺ መንእሰያት ህግደፍ እዩ። መበል 14 ዋዕላ መንእሰያት ህግደፍ ጨንፈር ኣውሮጳ እምበኣር፡ ኣብ ከተማ ስቶክሆልም ሽወደን ኣብ ዝርከብ ቀጽሪ መእከቢ ኣዳራሽ ባንዴራ ኤርትራ ብምንብልባል እዩ ፈሊሙ፤ ዕለቲ 30 መጋቢት 2018።

"እጃመይ፡ ኣብ ህንጻ ማዕከን ሞያውን ቁጠባውን ጸጋ ሃገር" ኣብ ትሕቲ ቴማ ዝተኻየደ ዋዕላ፡ ንኣመጻጽኣን ትርጉምን ባንዴራ ኤርትራ፡ ከምኡ'ውን ንገዕዞ 20 ዓመት ፈስቲቫል ኣውሮጳ ዝገልጹ ሰእላዊ ኤግዚብሽናት እናተዓዘብና ኢና ናብ'ቲ ቀንዲ መእከቢ ኣዳራሽ ኣምሪሕና።

መልእኽትታት ሰናይ ምንዮት ኑቲ ዋዕላ ዝገልጽ ካብ ኣቦመንበር ውዳቤት ኮሚቴ፡ ኣቦመንበር ማእከላይ ኮሚቴ ቤትጽሕፈት ህግደፍ ሽወደን፡ ሓላፊ ሚሽን፡ ኣቦመንበር ሃማመተኤን ወኪል ሃማደኤ ዞባ ኣውሮጳን ምስ ቀረቡ፡ ብሓላፊ ፖለቲካዊ ጉዳያት ህግደፍ ብጻይ የማነ ገብረኣብ'ዩ ናይ መኽፈቲ ቃል ቀሪቡ።

ብጻይ የማነ ኣብ መግለጺኡ፡ ዘበናዊ ትሕተ ቅርጺ ናይ ዝተፈላለያ ጽላት ኣብ ኤርትራ ምስ ዝህሉ ጥራይ ብዘዕባ ቁጠባ ክንዛረብ ከም ዘሎና ብምሕባር፡ ፍርያት ኤርትራ ዝዓቢ ብዓቕሚ ዜጋታታ ጥራይ ስለ ዝኾነ ኣብ ዉሽጥን ወጻእን ዘለዉ ዜጋታት ቁጠባኦም ብምዕባይ ክረባረብሉን ኣብ መውዳእታ ኩበጽሕዎን ጸዊዑ።

ብጻይ የማነ ኣብ ደገ ዝነብሩ ዜጋታት ቁጠባኦም ብምዕባይ ኣብ ዳግመ ህንጻ ሃገር እጃሞም ከየበርከቱን ወፍሪ ከየካየዱን ዝረጋገጽ ዕብየት ከምዘየለ ብምዝኽኻር፡ ከም ውጽኢት ናይ'ቲ ዘይሕለል መኹተና ብዝተፈላለዩ ሓይልታት ዝካየድ ዝነበረ ጸቕጢ ስለዝበርዓ፡ ኣብዚ ሕጂ እዋን ኤርትራ ወፍሪ ክትፈጥር ዝኽእላ ዓቕሚ ደሊባ ብምህላዋ ዜጋታት ብዝለዓለ ክጥቀሙሉ ጸዊዑ።

ኤርትራ ንምስልን ጂኦ-ፖለቲካን ቀርኒ ኣፍሪቃ ኣብ ምቕያር ዝለዓለ ተራ ትጻወት ከምዘላ ጠቒሱ ድማ፡ ጸጋታት ቀርኒ ኣፍሪቃ ኩለን ሃገራት ኣብ ረብሓአን ከውዕልአ'ዩ ኣተሓሳሰቡ። ድሕሪ ናይ 27 ዓመታት ህውከት፡ ዞባና ሰላም ዝሁብ ባይታ ተፈጢሩሉ ከም ዘሎ ድሕሪ ምግላጽ ብጻይ የማነ "ዝመጸና ተጻብኦ ብዓቕሊ'ምበር ብኣጽዋርን ቁጠባን ስለ ዘይመከትናዮ፡ ብሕጂ ንዝመጸና ተጻባኦ'ውን ብኸምኡ ብምምካት፡ ናይ ምዕባለ ሃዋህው ክንፈጥር ይግባእ" ኢሉ።

ብድሕሪ'ዚ ገምጋማዊ ጸብጻብ ህግደፍ ኣውሮጳ፡ ብኣወሃሃዲ ሚሽናት ኣውሮጳ ኣምባሳደር ፍስሃጼን ጴጥሮስ ድሕሪ ምኽፋቱ፡ ሃገራዊ ሽማግለታት ብልጫአንን ድኻማተንን ብንጹር ድሕሪ ምቕራብ ንዝሓየለ ውዳበ ክጽዕታ'ዩ መተሓሳሰቢ ቀሪቡ። ኣምባሳደር ፍስሃጼን ኣብ ገምጋም ገሲጋስ ስራሕ ሃገራዊ ሽማግለታት ኣብ ዘሰምዖ ቃል፡ እዘን ሽማግለታት ኣብ ምርግጋጽ ንቑሕ ተሳትፎ ኣብ ኩሉ መዳያት ልምዓት ብሓፈሻ፡ ኣብ ምእላይ ስድራ ስውኣትን ምኽስካስ ብቑዕ መንእሰይ ድማ ብፍላይ ዓቲበን ክሰርሓ'ዩ ጸዊዑ።

መግለጺታት ሰሜን ኣሜሪካን ካናዳን፡ ማእከላይ ምብራቕ፡ ኣፍሪቃን ደቡብ ሱዳንን ድሕሪ ምቕራቡ ድማ ተሳተፍቲ ኣብ ሰለስተ ጉጅለታት ተኸፊሎም'ዮም ኣብ ዝተፈላለዩ ጉዳያት ተኻቲዖምን ዘትዮምን።

ንሃገርን ኣብ ሃገርን ምግልጋል ኣብ ዝብል ኣርእስቲ ኣቦመንበር ሃማመተኤ ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን ኣብ ዘቕረቦ ሰሚናር፡ ውዳበ መንእሰያት ሓድሽ ተርእዮ ዘይኮነ፡ንምጅማር ብረታዊ ቃልሲ ድርኺት ካብ ዝፈጠረ ቀንዲ መሳርሒ ምንባሩ ጠቒሱ፡መንእሰያት ህግደፍ፡ ኣብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ስሩዕ ተሳትፎ ክህልዎም፡ ዝቐሰምዎ ሞያ ኣብ ሃገሮም ንህዝቦም ክካፍሉ፡ ከምኡ'ውን ንዘሎ ዕድላት ወፍሪ ተጠቒሞም ተራኦም ኣብ ቁጠባ ሃገር ከዕዝዙ ኣተሓሳሰቡ።

ኣብ መወዳእታ፡ ተምሳጣዊ መግለጺ ብመምህር ሩት ነጋሽ፡ ብኣባል ናሳ ኢንጂ. ፍስሃየ ገዛኢ ከምኡ'ውን ብዶክተር ፍቕረየሱስ እማሃጼን ድሕሪ ምቕራቡ፡ ሞያውን ቁጠባውን ኣበርክቶ ኤሪስፖራ ብፕሮፈሰር መሓሪ ገብረመድህን ዝተሓደሰ ራእዩ ምህናጽ ኣፍሪቃዊ ሽርክነት ብዶ/ር መሓመድ ሓሰን፡ ራእዩ ኤሪስፖራ ኣብ መበል 21 ክ/ዘበን ብዶ/ር ሙሴ ምስግና እዩ ቀሪቡ። ድሕርዚ ማሕበረ-ኮም ከተማ ስቶክሆልም ኣብ መዛዘሚ ዋዕላ ተረኺቦም ብባህላዊ ንጥፈታት ዝተሰነየ መደባት ከዕዘቡ ኣምሲዮም።

ዳንኤል ገብሩ



# ኣብ ንኡስ ዞባ ኣራዕታ ቅነ ውዳበታት ተኻይዱ

ማሕበር ንቕሓት መንእሰያት ኩብ ንምባል ካብ ዘካይዶም መደባት፡ እቲ ዝሰፍሐን ዝያዳ ጽልዋ ዘለዎን ፈስቲቫላትን ቅነ-ውዳበታትን እዩ። ቅነ-ውዳበታት መንእሰያት ብደረጃ ጨንፈር፡ ንኡስ ዞባን ዞባን ኣብ ዝተፈላለያ ክለባት ተወዲቦም ዘሰላስልዎ ንጥፈታት ዘንጸባርቕሉ፡ ፈጠራዊ ስርሓቶም ንወለድን ካልኦት መንእሰያትን ዘላልይሉን ሓድሕድ ተመኩሮ ዘለዋወጥሉን መድረኽ እዩ። ብሕልፊ ኣብቶም ኣብ ሰፊሕ ውዳብ ዝሕቈፉ መንእሰያት ድማ ጽልዋኡ ዓብዩ እዩ።

“ንጽባሕ ሎሚ ንሰራሕ” ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ ኣብ ዞባ ደቡባዊ ቀይሕ ባሕሪ ን/ዞባ ዓራዕታ ካብ 20-30 መጋቢት ን10 መዓልታት ዝተኻየደ ቅነ ውዳበታት እምበኣር ዕላማኡን መንፈሱን ካብዚ ክብ ኢሉ ዝተገልጸ ዝፍለ ኣይኮነን። ነቲ ቅነ ብውህደት ንምክያድ ሃማመተኤ ንኡስ ዞባ ኣራዕታ ምስ ቤት ጽሕፈት ምምሕዳር፡ ጨንፈር ሚኒስትሪ ትምህርቲ፡ ጨንፈር ሰራሕተኛታት መንእሰያት፡ ኣባላት ባይቶ፡ ሸማግለ ኣዕሩኽ መንእሰያትን ሰብ ጸጋን ናይ’ቲ ምምሕዳር ከባቢ ዘተን ርክባት ኣካይዱ። ብመሰረት ዝተኻየደ ዘተን ርክብን፡ 25 ዝኾኑ ወነንቲ ጀላቡ ኣባላት ሸማግለ ኣዕሩኽ መንእሰያት ሓውሲ ከተማ ጢዖ ንመካየዲ ዘድሊ ጠለባት ኣብ ምምላእ ዕዙዝ ተሳታፍነት ኣርእዮም።

ኣብ’ቲ ኣብ ደንደስ ባሕሪ ሓውሲ ከተማ ጢዖ ዝተኻየደ ቅነ ውዳበታት፡ ባህላውን ስፖርታውን ምርኢታት፡ ምስ ቴማ ዝኸይድ ክትዕን መደረን ካልእ ኣዘናጋዕትን መሃርትን መደባት ተኻይደዎም።

ኣብቲ ቅነ፡ ሸማግለ ኣዕሩኽ መንእሰያት ልዑል ቁላሕታ ዝወሃቦ ውዳብ ምዃኑን ክሳብ ከባቢታት ወሪዱ ኣብ ምንቃሕን ምውዳብን ከምኡ’ውን ትግባረ መደባት ኣበርክቶኡ ከዕዝዝን ሓላፊ ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ሃማመተኤ ብጻይ ዑቕባይ በርሀ ኣዘኻኺሩ።

ኣብ ሓውሲ ከተማ ጢዖ፡ ምስ መንእሰያት ኣባላት ሸማግለ ኣዕሩኽ መንእሰያትን ኣብ ዝገበሮ ርክብ ብጻይ ዑቕባይ፡ ሃማመተኤ ተራን ኣበርክቶን መንእሰያት ኣብ ሃገራዊ መደባት ንምዕዛዝን ዓቕምታቶም ንምምዕባልን ዝሕግዝ ውዳበታት ብምምስራት ከም ዝሰርሕ ጠቒሱ፡ ኣብ መንእሰያት ዝግበር ወፍሪ ንሃገር ዘርብሕን ንኹሉ ብማዕረ ዝምልከትን ምዃኑ ሓቢሩ።

ብቑዕ ትምህርትን ሞያን ዝዓጠቑ መንእሰያት ንምህናጽ ብደረጃ ሃገር ዝካየድ ዘሎ ጻዕርን ዝምዝገብ ዘሎ ውጽኢትን ኣመልኪቱ ሙብርሂ ድሕሪ ምሃብ ድማ መንእሰያት ንዘተራሕወሎም ዕድላት ብግቡእ ክጥቀምሉን ኑብሶም ንምምዕባል ክሰርሑን ተላብዩ።

ሓላፊ ሃማመተኤ ዞባ ደቡባዊ ቀይሕ ባሕሪ መንእሰይ ዑስማን ዓብደልቃድር ብወገኑ፡ ኣብቲ ዞባ ተራ ሸማግለ ኣዕሩኽ መንእሰያት ዝምስገን ምዃኑ ብምጥቃስ ዝያዳ ንምሕያሉ ክሰርሓሉ ምዃኑ ገሊጹ።







# ኤርትራውያን ቈልዑ ኣብ ኣህጉራዊ ውድድር ስነጥበብ ይሳተፉ

ምምዛባዕ ኣህጉራዊ ክሊማ ሓደ ካብ'ቲ ናይ እዚ ዘሎናዮ ዘመን ዝዓበየ ስግኣት ሂወታዊ ፍጡር እናኾነ ዝመጽእ ዘሎ ክስተት ኮይኑ፣ ብዙሓት ተመራመርቲ ከም ዝዓበየ ሰብ ዝሰርሖ ሓደጋ ይትንትንዎ። ይኹን'ምበር እቶም ቀንዲ ጠንቂ ናይ እዚ ዝኾኑ ንጥፈታት ወዲ ሰብ ኣብ ምቕጻል ክሳብ ዝሃለወ፣ ኣህጉራዊ ዋዒ ልዕሊ ትጽቢት ዝማዕበለሉ መጠን እናዓረገ ኣብ ናይ ዜሮ ሰዓት ዝጽጋዕ ዘሎ ይመስል። ብዙሓት ሞያውያንን ተጣበቕቲ መሰል ሰብን ድማ ኑቲ ዛጊት ብምኽንያት እዚ ምምዛባዕ ኣህጉራዊ ክሊማ፣ ኣብ ገጽ ምድሪ ዝመጽእ ዘሎ ሳዕቤናት፦ ከም ምምካኽ ኣኽራናት በረድ፣ ምውሳኽ ጸፍሒ ማያት፣ ምንካይ ብራኽ ናይ ገለ ደሴታት፣ ከምኡ'ውን ዕልቕልቕ ማያትን ምስፍሕፋሕ ምድረበዳን፣ ሰዐ ሃብታማት ዘንቀሎ'ን ድኻታት ዝያዳ ዝሕመልሉን ተርእዮ ብምባል ምስ ናይ ኀጦግን ሰዐግን ህሉው ዓለማዊ ስርዓት የዛምዱ።

ማዕከን ቈልዑ ውድብ ሕቡራት ሃገራት (UNICEF)፣ ኑቶም መጻእቲ ተረካብቲ ዓለምና ዝኾኑ ቈልዑ በዚ ጉዳይ ዝያዳ መታን ክሰቕሑን ክግደሱን ኣብ'ዚ ዘተኮረ ዝተፈላለየ መደባት ኣብ ምኪያድ ይርከብ፣ ገለ ካብ'ኡ እቲ ኣብ ራብዓይ ርብዒ ዓመት 2017 ብደረጃ ኣህጉር በዚ ቤት ጽሕፈት ዝተዓደመ፥ "ምንዳይ መድሕን ንኣህጉራዊ ምምዛባዕ ክሊማ" ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ ኣብ ኣእምሮ ቈልዑ ምስ ምምዛባዕ ክሊማ ዝደናገጹ ጀጋኑ ብምፍጣር ንቐጻሊ ህይወቶም ክጽልዎም ዝድለ ኣርእስቲ ኮይኑ፣ ብደረጃ ዓለም ኣስታት 3000 ስርሓት ካብ ቈልዑ ክቐርብ ከሎ ካብ ኣፍሪቃ ድማ ኤርትራ ትርከበን 04 ሃገራት ተሳቲፈን።

እዚ ብምምትሕብባር ቤት ጽሕፈት ማዕከን ህጻናት ውድብ ሕቡራት ሃገራት ኣብ ኤርትራን ሃማመተኤን ዝተገብረ ናይ ምስታፍ መስርሕ፣ ካብ ኤርትራ ኣብ ጉጅለ ባህሊ ዋሪ ዝጥርነፉ ቈልዑ ዝሰኣልዎ 20 ብሉጽ ቅብኣታት ተላኢኹ።

ብደረጃ ሃገር ዝተመርጸ ብሉጽ ቅብኣታት ድማ ናብ ናይ ዓመት 2018 ሰሉዳት ህዝባዊ ርክባት ማዕከን ቈልዑ ውድብ ሕቡራት ሃገራት ብደረጃ ሃገርን ዞባ ምብራቕ ኣፍሪቃን ተሓቲሙ ተዘርጊሑ።

ብ9 ለካቲት ኣብ ሆቴል ኣስመራ ፓላስ ኣብ ዝተገብረ ንብርኽትቲ ቈልዑን ወለዶምን ናይ ምትብባዕ መደብ፣ ወኪል ቤት ጽሕፈት ማዕከን ቈልዑ ውድብ ሕቡራት ሃገራት ኣብ ኤርትራ ዶ/ር ፒሪ ንገም፣ ንብሉጽ ተሳትፎ ቈልዑና ዘለዎ ኣድናቖት ብምግላጽ፣ ኣበርክቶኦም ንቐጻሊ ሸርክነታዊ ስራሕ ዘተባብዕ ምዃኑ ገሊጹ።

ንሃማመተኤ ብምውካል ብሓላፊ ክፍሊ ስርሓት ወጻኢ ብጻይ ዳንኤል ኢያሱ ኣብ ዝቐረበ ቃል፣ ምምዛባዕ ኣህጉራዊ ክሊማ፣ ሰብ ዝሰርሖ ሓደጋ ኮይኑ፣ ብደረጃ ኣህጉራዊ ውሕስነት ከም ዝዓበየ ስግኣት ዝርአ፣ ጠንቂ ናይ ዝበዝሐ ማሕበራዊ ስግኣታት፣ ከም ውሕስነት መግቢ፣ ስደትን ሸቕለት ኣልቦነትን ምዃኑ ብምጥቃስ፣ ህዝቢ ዓለም ካብ ዝኾነ እዋን ንላዕሊ ኢድ ንኢድ ብምጥማር ኣብ ምብዳህ እዚ ኣህጉራዊ ሓደጋ ክሰምዕ እዋኑ ምዃኑ ብምግላጽ፣ ሃማመተኤ ከም ኣካል ሃገራዊ ወፍሪ ድሕነት ኣከባቢ፣ መንእሰያት ብውዱብ ኣብ ማእቶታዊ ዕዮታት ኣብ ምስታፍ ይኹን ባህሊ ድሕነት ኣከባቢ ኣብ ምኽሳስ ምቕሉል ተራኡ የበርክት ምህላዉ ጠቒሱ።

ኣብ'ቲ ኢጋጣሚ ወከልቲ ሃማመተኤን ቤት ጽሕፈት ማዕከን ቈልዑ ውድብ ሕቡራት ሃገራትን ተወዳደርቲ ቈልዑን ወለዶምን ተረኺቦም፣ ጉጅለ ባህሊ ዋሪ ድማ ኣብ ምዕቃብ ኣከባብን ምምካት ኣህጉራዊ ምምዛባዕ ክሊማን ክግበር ዝግባእ ወፍሪ ብዘይምልከት ዝተፈላለዩ ጥበባዊ ስርሓትን ኣቕሪቦም ንዘበረ ውቁብ ገጽ ምድርን ድሕሪ'ዚ ጠገለ ዘይብሉን ዘቅትዕን ኣካይዳ ውድሰብ ንዘመጸ ለውጥን ንምእራሙ ዘሎ ተኸእሎታትን ብዘይምልከት ንተዓዘብቲ ሰሓብን መሃርን ምርኢታት ኣቕሪቦም።



ጉዳያት

# ራእዩ ብዕዮ!

ደረኽቲ ምዕባለ ሕብረተሰብ ተባሂሎም ክጥቀሱ ዝኽእሉ ረቛሕታት ብዙሓት እኳ እንተኾኑ፣ ርእሲ ኩሎም ግን ሰብኣዊ ጸጋ እዩ። ሃገራዊ ቻርተርና፣ “ኣብ ምህናጽ ቁጠባ እቲ ወሳኒ ሰብ እምበር ባህርያዊ ሃብቲ ወይ ርእሰማል ኣይኮነን. . . ንኤርትራ እንሃንጻ ብቐንዱ ብበርቱዕ ድልየት፣ ተጻዋርነት፣ ትግሃት ናይ ስራሕ ዲሲፕሊንን መሃዘኣትን እዩ” ክብል፣ እቲ ኣብ ባህሊ ሕብረተሰብናን ክብርታት እዋን ሓርነታዊ ቃልስን ዝሰረተ፣ ኣብ ጻዕርኻን ዕዮኻን ናይ ምምርኳስ መትከልን እምነትን፡ ንህንጻት ሃገር እውን ቀንዲ ዕጥቂ ምዃኑ ብንጹር ኣሰፊርዎ እዩ። ብርግጽ ደማ ንገዛእ ምምሕያሽ ዓይነት ህይወትን መጻኢ ዕድልን ዝውስን፡ ጻዕርን ኣፍራይነትን ወዲ ሰብ እዩ። “ራእይ ብዕዮ” ዝብል ናይ ሎሚ ዓመት መሪሕ ቴማ ጽምብል ናጽነትና፣ ነዚ መሰረታዊ መትከልን እምነትን ደጊሙ ዝኹልዕ እዩ።

በዚ ጽኑዕ መትከልን እምነትን’ዚ ኣብ ዝሓለፈ 27 ዓመታት፣ መሰረት ፍትሓዊን ዘላቒን ዕቤት ንምጥጣሕ፡ ከቢድ ናይ ጻዕርን ተወፋይነትን መድረኽ ተሰጊሩ እዩ። ረብሓ ህዝቢ ዘቐደም ወፋይ ጻዕሪ ዜጋታት ደማ ብዙሕ ነገር ኣሳሊጥና፣ ቀሊል ዘይኮነ ዓቕሚን ኽኢላን ከጥሪቅናን ዘዋህልል ኣብቂዕና ኣሎና። ዕዮ ግብራዊ መምህር ብምዃኑ፡ ክሳብ ሕጂ ኣብ ኩሉ ዓውድታት ማለት ኣብ ህንጻት መሰረታዊ ትሕተ-ቅርጺታትን ካልእ ልምዓታዊ መደባትን ክሳላሰል ብዘጸንሐ ዕማም ተጠርዩ ዘሎ ክእለትን ሞያን፡ ዓቕሚ ትግበራና ከዕቢ ኣኽኢሉና እዩ።

ሳላ’ዚ ዝኹርዕ ባህሊ ዓያይነትን ርእሰ ምርኮሳን፡ ዓመት መጺ ኣብ ዝበረኸ ጽፍሒ እናሓኸርና ናብ ኣጸደ ራህዋን ቀጻሊ ዕቤትን እናተቓረብና ኣብ እንኸደሉ ዘለና እዋን እምበኣር፣ እዚ ንሃገራዊ ራእይ ናብ ተጨባጢ ውጽኢት ዝቕይር መሰረታዊ ረቛሒ’ዚ፣ ዝያዳ ክሕይልን ክስስንን የድሊ። ዛጊት ተሓጺፉ ዘሎ ባይታን ዝተዋህለለ ኽኢላ ከኣ፣ ዝዓበየን ዝበለጸን ዕዮ ንምዕማም ተወሳኺ ድርኺት ዝፈጥር እዩ።

ኣብ ህንጸት ሃገር መሰረት ምንጻፍ እቲ ዝኸበደ ዕማም’ዩ። ዝሓለፈ 27 ዓመታት፣ ንዘላቒ ቁጠባዊ ዕቤት ድልዱል መሰረት ዝኸውን ባይታ ኣብ ምንጻፍ ኢና ጸኒሕና። ድሕሪ መሰረት ምንጻፍ ዝቕጽል ጉዕዞ ከኣ፣ ብስሉጥነትን ዕቤቱን እናተዓጻጸፈ ክኸይድ ይግባእ። ስለዚ፣ ኣብዚ ዝሓለፈ ቡዳሂ መድረኽ ተኣምር ዝሰርሐ ጻዕርን ተወፋይነትን ዜጋታት ኣቐልቂልዎ ዘሎ ተስፋ ዝያዳ ደሚቑ፣ ሞሳ ድኻምን ተወፋይነትን ኣብ ዝሕፈሰሉ ደረጃ ቀልጢፍካ ክብጻሕ፣ እቲ ዝጸንሐ ናይ ዕዮ ባህሊ እናሓየለ፣ ሱታፌ መላእ ህዝቢ ኣውራ ደማ መንእሰያት ኣብ መደባት ልምዓት ዝያዳ እናዓዘዘ ውዳበ እናጠንከረ፣ ጥቡብ ኣሰራርሓ እናወርጸጸ፣ ብኡ መጠን ደማ ኣድማዕነት እናተዓጻጸፈ ክኸይድ የድሊ።

ወትሩ ኣብ ቅድሚት ዝስራዕ ተልእኾና፣ ምርግጋጽ ዘላቒን ፍትሓዊን ቁጠባዊ ዕቤት እዩ። ድርዒን ዋሕስን ሓርነት ንሱ ስለዝኾነ፣ እዚ ተልእኾ’ዚ ብዘሓየለ ጸዓት ቀጻሊ፣ ኣብ ኩሉ ጽላታት፣ ኣፍራይነት ዝድንፍዓሉ ኩነት ምፍጣር እምበኣር መድረኻዊ ተልእኾና እዩ። ሕሉፍ ተሞክሮናን ተሞክሮ ካልኦት ህዝብታትን ከምዘረጋግጾ፣ ኣብ መእተዊ ናይዚ ጽሑፍ’ዚ ተጠቒሱ ከምዘሎ ወሳኒ ረቛሒ ንዕቤት ኣፍራይነት፣ ሓይሊ ገንዘብን ካልእ ጸጋታትን ዘይኮነ፣ ብቐንዱ ንቑሕ፣ ውዱብን ንጡፍን ሱታፌ ዜጋታት እዩ። እዚ ደማ፣ ተበግሶን ናይ ስራሕ ዲሲፕሊንን ብዘሐየለ ምሕደራ እዩ ዝፍጠር። ስለዚ፣ ኩሎም ህዝባዊ፣ መንግስታውን ምምሕዳራውን ኣካላት፣ ኣገዳስነት ሰፊሕ ሱታፌን ውዳበን ዜጋታት ኣውራ ደማ መሪሕ ተራን ግደን መንእሰያት ብምግንዛብ፣ ኣፍራይነትን ናይ ስራሕ ዲሲፕሊንን ዜዕርግ ኣገባብ ስራሕ ንምምዕባል ልዕሊ ዝኾነ እዋን ኪተግሁሉ ኣብ ዝግባእ መድረኽ ኢና ዘለና።

ብተግባር ከምእተረጋገጸ፣ ምስጢር ምዕባለ፣ ንስራሕ ዝተዓደለ ኣእምሮን ኣእዳውን፣ ማለት ድሌትን ተበግሶን እምበር ካልእ ኣይኮነን። የግዳስ፣ ድሌትን ተበግሶን ውጽኢት ክህልዎ ዝጠልቦም ኣገደስቲ ረቛሒታት ኣለዉ። ምኽንያቱ እቲ ጭቡጥ ለውጢን ምዕባለን ዘረጋግጽ ኣድማዒ ስራሕ፣ እቲ ኣብ ጽፉፍ ውጥንን ሜላታት ትግበራን ዝምርኩስ ስራሕ እዩ። ጽፉፍ ውጥንን ሜላታት ትግበራን፡ መጻሕፍቲ ስነ-ምሕደራ ተወኪሶካ ብቐሊሉ ከተረጋግጾ እትኽእል ውዱእ ፍልጠት ኣይኮነን። ብቐንዱ ካብ ብልጫታትን ድኻማትን ሕሉፍ ተሞክሮ እዩ ዝምንጩ። ክንዲ ዝኾነ፣ ኣብዚ ካብ ምንጻፍ መሰረት ናብ ዝቕጽል ሰፊሕ ዕማም እንሰጋገረሉ ዘለና መድረኽ መቐደሮ፣ ጽላት ብጽላት

ዝተተግበረ ዕዮታትን ዘረጋገጹ ዕብዮትን ብምግምጋም፣ ንመጻኢ ጉዕዞ ሓይልን ድርኺትን ዝፈጥር ተሞክሮ ብምቅሳም፣ ጥዑብ ኣሰራርሓ ምምዕባልን ኣድማዕነት ምሕያልን የድሊ።

ምዕባለ ሰለስተ ጺጋታት ይጠልብ፤ ሓሳብ፤ ማል፤ ዕዮ። ሓሳብ ብሃገራዊ ራእይ፤ ዕላማታት፣ ፖለሲታትን ውጥናትን ዝግለጽ ክኸውን እንከሎ፣ ማል ንሱ ብኣዊ፤ መሬታዊ፤ ፋይናንስያውን ንዋታዊን ጺጋታት ዜጠቓልል እዩ። ዕዮ ከኣ ብቐንዱ ንጻዕሪ ሰብ፤ ጥዑብ፤ መሳርሒታትን ቴክኖሎጂን ዝምልከት እዩ። ሕሉፍ ዕዮ ኣብ ምግምጋም እምበኣር፤ እዚ ሰለስቲኡ ጺጋታት ምዕባለ ዝርከበሉ ደረጃ ብልክዕ መዚንካ መሐየልን መመሓየሺን ሓሳባት ምፍልፋል የድሊ።

ኣብ ዝተፈላለየ ትካላትን ኣብያተ ጽሕፈትን ዝርከቡ ሓለፍቲን ሰራሕተኛታትን እምበኣር፤ ኣብዚ ናብ ዝሰፍሐን ቅልጡፍን ዕብየት እንመጣጠረሉ ዘለና መድረኽ፤ ዛጊት ካብ ዝተቐሰመ ተሞክሮ ትምህርቲ ብምውሳድ ዝበለጸን ስሉጥን ውጽኢታዊን ምሕደራ ዕዮ ምትእትታው፣ ሰብኣዊ ጺጋታት፣ ኣውራ ዓቕሚ መንእሰያት ብቑጻልነትን ምስልጣንን ምምዕባልን ብኣድማዕነት ዝዋሰእሉ ባይታ ምፍጣርን፤ በዚ መገዲ'ዚ ድማ ናይ ምግባር ተኽእሎታት ምስፋሕን ምሕያልን ይጠልብ። ብሓጺሩ ናብ ዝለዓለ ደረጃ ኣፍራይነት ምዕራግ የድልየና።

ዛጊት ካብ ዘረጋገጽናዮ መኽሰባት እቲ ዝዓበየ፣ ባህሊ ረድኤትን ተመጻዋትነትን ካብ ሰሩ ምምሓውና እዩ። እዚ መቕሕ ድሕረትን ድኽነትን ዝኾነ፣ ኣብ ሓያሎ ሕብረተሰባት ሳዕሪሩ ዝርከብ ባህሊ ተመጽዋትነት ብባህሊ ርእሰኻ ምርካብ ክንትክኦ ምኽኣልና እቲ ዝዓበየ ብልጫና እዩ። ብሰበስና ክንሓድር፤ ኣብ ጻዕርና ክንምርኮስ ስለዝወሰንና፤ ሳዕቤናት እቲ ካልእ ምርጫ ኣይጸለወናን። በዚ መንፈስ'ዚ፤ ወሕስነት መግቢ ንምርግጋጽ ተጨቢጦቲ ስራሓት ክንዓዩም ክኢልና ኢና። መሰረታዊ ማሕበራዊ ኣገልግሎታት ኣብ ኩሉ ኩርናዓት ሃገር ንምብጻሕ ዘሰላሰልናዮ ስራሕ፣ ንኻልኦት ሃገራት ብኣርኣያነት ዘገልግል ተባሂሉ ዝጥቀስ ዘሎ እዩ። ርሑቕ ገጠራትን ከተማታትን ብመርበብ ጽርግያታት ተራኺቦም፤ ኣገልግሎታት መጓዓዝያ፣ መራኸብታትን ኤሌክትሪሲቲን ዓቢ ዝላ ከርእዩ በቒዑ እዩ። ከዘንቲ ማይ ትሕተ-ቅርጺታት ብምህናጽ ተፈጢሩ ዘሎ ማይ ናይ ምውህሃል ዓቕሚ ድማ፤ ኩሉ ዓይነት ምህርቲ ሕርሻን ሃብቲ እንስሳን ንምድንፋዕ ሰፊሕ ባብ ኣርሒዩ ኣሎ። እዚ ኹሉ ወጽኢት ውፉይ ዕዮ ዜጋታት እዩ።

ቀንዲ ምስጢር ምዕባለ ዕዮ ይኹን'ምበር ደረጃ ኣፍራይነት ብመጠን ሞያዊ ክእለት፣ ናውቲ ማእቶትን ቴክኖሎጂን ይፈላለ እዩ። ሞያዊ ክእለትን ምልከት ቴክኖሎጂን ንጻዕሪ ወዲ ሰብ ብዕጽፍታት ዘራብሕ ብምዃኑ፤ እዚ ረቛሒ'ዚ ልዑል ኣተኩሮ ክወሃቦ ዝግብኦ እዩ። ሓደ ካብ ቀንዲ መለለዪ ዜጋታት ኤርትራ፤ ሞያዊ ብቕዓት፣ ኪኖታዊ ክእለትን ምብልሓትን፤ ምልከት ዘመናዊ ቴክኖሎጂን ማሽነሪታትን እዩ። እዚ ብልሒ'ዚ ኣብ እዋን ብረታዊ ቃልሲ ንናጽነት፣ ኮቲ ቃልሲ ካብ ዘዐውቱ ዓበይቲ ረቛሒታት ሓደ ምንባሩ ናይ ትማሊ ታሪኽና ምስክር እዩ። ኣብዚ ዘለናዮ መድረኽ እውን እንተኾነ፤ ዓቕሚን ብቕዓትን ብልሓን ዜጋታት፣ ኣብቶም ብወሸጣዊ ዓቕሚ ዝህነጹ ዘለዉ ሓጽብታት፣ ጽርግያታት፣ ቢንቶታት፣ ካልኦት ትሕተ-ቅርጻዊን ልዕለ ቅርጻዊን ስርሓት ደሚቑ ይርአ ኣሎ።

ዘለናዮ መድረኽ እምበኣር፤ ንህዝቢ ኤርትራ፤ ኣውራ ድማ ኑቶም መራሒ ኩለንተናዊ ለውጢ ዝኾኑ መንእሰያትና፣ መድረኽ ምጥንኻር ዕዮን ምሕያል ናይ ምግባር ዓቕሚን ምስሳን ሞያዊ ክእለትን ቴክኖሎጂን እዩ። ራእይናን ባህግናን ብኣድማዒ ዕዮ ስለዝዅዓጦ!

ኣብ ሓያሎ ናይ ዕላል ኣጋጣሚታት ኣድማዒን ውጽኢታዊን ስራሕ ብህጡር ክፍሊት ጥራይ ከምዝርከብ ዘምስል ኣገላልጻ ይስማዕ እዩ። ግደ ሓቂ ግን፤ ናይ ስራሕ መንፈስ፤ ዲሲፕሊንን ኣፍራይነትን ዝውሰኑ ናይ ስራሕ ሃዋህው ድኣ እምበር፤ ብዘሐ ዋሕዲን እቶት ኣይኮነን። ርግጽ'ዩ፤ ብመጠን ድኻምካ ጻማኻ ክትረክብ ኣብ ዕማውት ተራ የብሉን ክበሃል ኣይከኣልን። ወሳኒ ተራ ግን ኣይኮነን። ካብኡ ዝዓቢ ናይ ዕማውት ረቛሒ ኣሎ። ሰባት ከም ዝኾነ መሳርሒ ኣቕሓ ወይ ማሽን ዝተዋህቦም ትእዛዝ ጥራይ ዝትግብሩ ኣይኮኑን። ብመሰረቱ ንስራሕ ክበገሱ እንከለው ንዕማውት እምበር ንገንዘብ ኣሎም ስለዝይብገሱ፤ ኣብቲ ስራሕ ኣእምሮኦም ክጥቀምሉ ይደልዩ እዮም። ኣእምሮኦም ዘፈልፍሎ ሓሳባት ኣብ ግብሪ ከውዕልዎ ባህጊ ኣለዎም። እቲ ዝያዳ ኩሉ ናይ ዕማውት ረቛሒ፤ ሓሳቦምን ጻዕርኻን ብግብሪ ለውጢ ከምጽእ እንከሎ እዩ።

ኣብ ምሕደራ ስራሕ እምበኣር፤ እዚ ዝተጠቕሰ ናይ ዕማውት ረቛሒ ዝዓበየ ግምት ኣለዎ። ሓያሎ ተጋደልቲ ኮቲ ኣብ ሜዳ ዝነበረ ልዑል ትግሃት፣ ተወፋይነትን መሳርሒነትን ናይ ተጋዳላይ ከስተንትዎ እንከለው፣ ዝሓለፍዎ ተሞክሮ ክንሱ ተመሊሱ ንባዕሎም ከምዝገርሞም ይገልጹ። ክፍሊት ኣብ ዘይብሉ፤ ከምኡ ዝዓይነቱ ትግሃትን ተወፋይነትን ዝፈጠረ ረቛሒ እንታይ ኮን ይኸውን ምስ እትብሎም ድማ፤ ዝጠዘሉ ምስ እምነት ኣብ ዕላማን ሃገራዊ ፍቕርን ኣተኣሳሲሮም ክገልጽዎ ይፍትኑ። ርግጽ'ዩ ሃገራዊ ፍቕርን እምነት ኣብ ዕላማን ዘፈጥሮ ድርኺት ቀሊል ኣይኮነን። እንተኾነ ግዱ፤ እቲ ቀንዲ ረቛሒ እቲ ናይ ስራሕ ሃዋህው እዩ። እቲ ህዝባዊ ግንባር ዝፈጠሮ ንኹሉ ኣባል ዋና ናይ ስርሑን ዕማማቱን ዝገብር ውድባዊ ህይወት እዩ። ህይወት ተጋዳላይ ከም ህይወት ሓንቲ ስድራቤት እዩ ነይሩ። መራሒ መስርዕ ወይ ሓላፊ ናይቲ ስራሕ ከም ኣቦ እንተዘይኮይኑ፤ ከም ሓለቓ ወይ ኩብራረ ኣይኮነን። ዝማስለካ ርእይቶ ትህቡ፤ እንተተጋግዩ እውን ክትነቕፎ ትኽእል። ንሱ ብወገኑ፤ ኣባላቱ ርእይቶ እናቕረቡ ኣሰራርሓ ዘማዕብል ሓድሽ ሓሳባት ከፈልፍሉ ብቑጻሊ'ዩ ዘተባብዖ። ሓላፊ፤ ኣባላቱ ዝበሎም ጥራይ ዝትግብሩ ብድፉን ኣእምሮ ዝንቀሳቐሱ ሮቦታት ክኾኑ ኣይደልዮምን እዩ። ኣብ ውልቃዊ

ህይውቶም ከይተረፈ ምዕዶታት እናለገሰ ይሕብሕቦም። ኣባላት፡ ርእይቶን ነቐፌታን ዘቕርብሉ፣ ንጥፈታቶም ዝግምግምሉ ኣኼባታት ብስሩዕ የካይድ። ንሳቶም ድማ፡ ብዘይ ዕቃበ፡ ብምሉእ ሓርነት ዝተሰምዖም ይገልጹ፣ ዝረኣይዎ ድኽመታት ይነቕፉ፣ ሓጋዚ ሓሳባት የቕርቡ። ተጋዳላይ ዘደንቕ ታሪኽ ክሰርሕ ካብ ዘኽኣልዎ ብዙሓት ረቛሒታት እምበኣር፡ እቲ ኣብ ውድቡ ዘሕደሮ ናይ ዋንነት ስምዒት እዩ። ሰብ ከኣ ናይ ዋንነት ስምዒት እንተሕዲሩ ክበልሖቶን ክጉብርን ዘይክእል ነገር የለን።

ካብዚ ከም እንርድኦ፡ ዝሓለፈ ታሪኽናን ተሞኩሮናን ከም ህዝቢን ሃገርን ዝበለጸን ዝሓየለን ምሕደራ ንምፍጣርን ኣድማዒ ስራሕ ንምስራሕ ዘኽእል ዓቢ ምስጢር ዝሓቘፈ እዩ። ኣብ ካልእ ናይ ሰሩ ምሕደራ መጻሕፍቲ ከይኣተና ምስጢር ጽፉፍን ኣድማዕን ምሕደራ፣ ተሞኩሮና ይነግረና እዩ። እቲ ቀንዲ ምስጢር ናይ ኣድማዕነት፡ ኣባላት ኣብ ስርሖም ዕግበት ከምዝስምዖምን ኣብቲ ስራሕ ናይ ዋንነት ስምዒት ከምዝሕድሩን ምግባር እዩ። ዕግበትን ናይ ዋንነት ስምዒትን ድማ፡ ብስቡሕ ደሞዝ ወይ ካልእ መተባብዒ ጥራይ ክፍጠር ኣይክእልን። ርግጽ'ዩ ዘተባብዕ ክፍሊት ዝጸላእ ኣይርከብን፡ ናቱ ግደ ኣለዎ። ዕግበት ኣብ ስራሕ ግን ብቐንዱ ብኩለንተናዊ ሰታፍነን ናይ ዋንነት ስምዒትን እዩ ዝመጽእ።

ኣባላት ናይ ሓደ መንግስታዊ ይኹን ህዝባዊ ትካል፡ ብሕልፊ ድማ መንእሰያት ኣብ ስራሕ ልዑል ፍቕርን ዕግበትን ተምሳጥን ክስምዖም እምበኣር፡ ሰታፍነቶም ዘሐይል ምሕደራን ኣገባብ ኣሰራርሓን ክህሉ ኣገዳሲ እዩ። ነዚ ንምግባር ቅድም ቀዳድም ንውጥን ናይቲ ስራሕ ብንጹር ከምዝፈልጥዎ ምግባር የድሊ። ኣብቲ ዓቢ ውጥን ናቶም ኣበርክቶ እንታይ ምዃኑ ክርድኦ፣ ኑቲ ዕላማ ተረዲኦም ብሓሳቦም ክህብዎም ዕድል ምሃቦም፡ ናይ ዋንነት ስምዒት ከምዝሓድሮም ዝጉብር እዩ። ብተወሳኺ ኣብ ሓደ ዕዮ ወይ ትካል ዝጥፍኡ ዜጋታት ንሓድሕዶም፡ ጉድለታቶም ዝተኣራረምሉ፣ ካብ ላዕሊ ንታሕቲ ጥራይ ዘይኮነ እንተላይ ታሕተዎት ንላዕሊ'ኦም ዘለው ሓለፍቲ ዝቈጻጸሩሉን ግጉይ ኣሰራርሓ ዝቃወሙሉን መድረኽ ምፍጣር ሓጋዚ እዩ። ከምቲ ኣብ ላዕሊ ዝተገልጸ፡ ህዝባዊ ግንባር ነዚ ዕድላት'ዚ ስለዝፈጠረ'ዩ ተኣምር ሰሪሑ። ሕጂ'ውን ንስራሕ ዘዕንቅፍ ከም ትህኪት፡ ዘይምግዳስ፡ ንታኒ ኣሰራርሓን ካልእ ድኽመታትን ክውገድ፡ ኣድማዒ ስራሕ ክስራሕ፡ ዜጋታት ኩሉ ዝጥፍሉ ሃገራዊ ትካላት ዋናታቱ ባዕሎም ምዃኖም ክፍለጡ፣ ኣብ ሕሉፍ ተሞኩሮና ዝተጠርየ ክብሪ ምኹስኳስ ክድፍኣሉ ዘለዎ እዩ። ምኽባር ግዜን ናይ ስራሕ ዲሲፕሊንን፡ ጽፉፍ ኣገልግሎት ንህዝቢን በዚ መገዲ'ዚ እዩ ዝረጋገጽ። ዝኾነ ትካል ንተሓታትነትን ቍጽጽርን ንምፍልፋል መመሓየሺ ሓሳባትን ዝቐርበሉ ቦታን ዕድልን እንተሂቡ ዕብየትን ኣድማዕነትን ስርሑ መዕቀኒ የብሉን። ብሕልፊ እቶም ምስ ሓድሽን ብሩህን ኣእምሮ ኣብ ስራሕ ዓለም ዝጽንበሩ ሓደስቲ መንእሰያት ንኸአ ዕግበቶም፡ ብምሉእ ድሌት ብፍቕርን ተምሳጥን ዝሰርሑሉ ባይታ እንተተፈጢሩሎም፡ ክፈጥርዎን ከማዕብልዎን ዘይክእሉ ነገር የለን።

ዘለናዮ መድረኽ እምበኣር፡ መድረኽ ምጥንኻር ዕዮን ኩለንተናዊ ኽሕጋሽን፡ መድረኽ ምምዕባል ሞያ፡ ብቕዓትን ናይ ምግባር ተኽእሎን እዩ። ነዚ ተልእኾ'ዚ ብዝበቕዓትን ብምልኣትን ፈጺምና፡ ብዕዮና ኣብ ሃገራዊ ራእይና ከም እንዓልብ ድማ ዘጠራጥር ኣይኮነን። ራእይ ብዕዮ ስለዝውበጽሕ! ክብርን መጎስን ኑቶም ቅድሚ ውልቃዊ ረብሓ፡ ሃገራዊ ረብሓ ብምቕዳም ኣብ ኩሉ ከባቢታት ሃገር ተዘርጊሖም ዝውፈዩ ዘለው ሃገራውያን ምስ ንስራሕ ተኣምር ኤርትራዊ መንእሰይ! ሰብሓት ንልኡኻት ልምዓት!



# ህንጻ ስትራተጂያውያን ትሕተ-ቅርጺ ማይ

ንዘላቒ ዕብየት ኲባዕ ከዝልልና ዝኽእል ሃገራዊ ፕሮግራም

ኣበባ መሓሪ

ማይ ሓደ ካብ ቀንዲ ባእታታት ናይ ኩሉ ዓይነት ልምዓታትን ወሳኒ ጸጋ ንልምዓታዊ ጉዕዞ ህዝብታትን እዩ። ርጉጽ ምንጪ ማይ ዘይምህላው ንመዋእላት ካብ ወሰንቲ ረጃሒታት ምዕባለን ሰፈራታትን ደቂ ሰብ ኮይኑ ጸኒሑ። ኣብ ከባቢ ዓለምና ምስ እንርኢ ዓበይቲ ከተማታት ንምምስራት ካብ መጀመርታ ዝምለስ ሕቶ፡ ምርግጋጽ ውሑስ ምንጪ ማይ እዩ። ደቂ ሰብ ነዚ ከኑት እዚ ርጉጽ ንምግባር ጎላጉልን ምቹእ ከባቢታትን ገዲፎም ናብ ስንጭሮታትን ኣጻድፍን ከተማታት ክደኩኑ ተገዲዶም። ልዕሊ 75 ሚእታዊት ካብ ገጽ መሬት ብማይ ዝተሸፈነ እኳ እንተኾነ፡ እቲ ንኸነታት መነባብሮን ዝጠዝሕ ስርሓት ልምዓትን ዘውዕል ናይ ትሕቲን ልዕልን መሬት ጥዑም ማይ ኣብ ገጽ መሬት ብምዕሩይ ዝተዘርግሐ ኣይኮነን። እዚ ኹነት እዚ ምስ ምውሳኽ ኣህጉራዊ ዋዕን ምልውዋጥ ክሊማን ዘያዳ እናተጋደደ ከይዱ። መሬትና ንዚያዳ ነቕጽን ምድረ በዳትን ዝተቓልዑት ኮይና።



ታሪኽ ምህናጽ ዲጋታት ካብ 3000 ቅ.ል.ክ ዝጀመረ ኮይኑ፡ ናይ ሕጂ ሃገረ የርዳኖስ ከምኡ'ውን ግብጺ ካብ'ተን ቀዳሞት ዲጋታት ዝሃነጻ ሃገራት ምዃነን ይፍለጥ። እዚ ዲጋታት ናይ ምስራሕ ጥበብ ኣብ ማእከላይ ዘመን ኣብ 15 ክፍለ ዘመን ኣብ ኣውሮጳ'ውን ከም ዝሰፋሕፍሐ ይፍለጥ። እዚ ናይ ዲጋታት ታሪኽ ንልዕሊ 5000 ዓመታት ዝሰደ እኳ እንተኾነ እቲ ዝጠዝሐን ዝዓበየን ዲጋታት ግን ኣብ'ዚ ዝሓለፈ 100 ዓመት ከም ዝተሃንጸ መዛግብቲ ታሪኽ ይሕብሩ። ኣብ ምህንድስና ምህናጽ ዲጋታት ልዑል ብቕዓት ዝነበሮም ሮማውያን ምዃኖም ይሕበር። ኣብ ዘመናዊ ዓለም ብብዝሒ ዲጋታት ኣብ ቀዳማይ ደረጃ እትስራዕ ልዕሊ 19,000 ዓበይቲ ዲጋታት ዝሃነጸት ሃገር ቻይና ኮይና፡ ሕቡራት መንግስታት ኣሜሪካ ድማ ብ5,500 ዲጋታት ካልኣይ ቦታ ትሕዝ። ብመሰረት መዝገብ ዲጋታት ዓለም (World Dams Register)፡ ዓቢ ዲጋ ዝበሃል ካብ ገጽ መሬት ናይ 15 ሜትሮ ብራኸ ዘለዎን ልዕሊ 3 ሚልዮን ሚትሮ ኩቢ ማይ ዝዕቁርን እዩ። ዝጠዝሑ ዓበይቲ ዲጋታት ዓለምና፡ መስኖኣዊ ሕርሻ ንምኽያድ፡ ከም ምንጪ ማይ ዘቤታዊ ኣገልግሎት፡ ናይ ኤሌክትሪክ ጸዓት ንምምንጫው፡ ንሕርሻ ዓሳ፡ ከም መስመር መጓዓዝያ፡ ከም ተረዘምቲ መዘናግዒ ቦታታትን ዕልቕልቕ ንምቁጽጻርን ዝበሉ ዕላማታት ክዉን ንምግባር ዝተሃንጹ እዮም። ኣብ'ዚ ዘሎናዮ ግዜ ከባቢ 58,000 ዓበይቲ ዲጋታት ኣብ ከባቢ ዓለምና ተሰሪሐን ይርከባ።



ምርጫ ተፈጥሮ ኮይኑ ኤርትራ እትርከቦ ከባቢ ኣፍሪቃ፡ ኣካል ምድረ-በዳን ብተደጋጋሚ ናይ ደርቂ ዘመናት ዝፍለጥን እዩ። ኣቦታት ንመዋእል ባህሪ ብዘለገሰሎም ኩነት-ዝናብ ክኸዱን ናይ ልምዓት ኩነታቶም በዚ ክውሰንን ጸኒሑ። ዝጠዝሕ ከባቢ ኣፍሪቃ ምስ ዘለዎ ንመነባብሮ ወደሰብ ምቹእ ዝኾነ ኹነታት ኣየር፡ ማለት ንዝሒሊ ይኹን ዋዒ ተወሳኺ መሳለጥያ ዘይሓትት

ከኒታት ኣየር፣ ከምኡ'ውን ብዙሕ ሃልኪ ጽዓት ይኹን ፍሉይ ኣመጋግባ ዘየገድድ ከኒታት ኣየር፣ ኣፍሪቃውያን ብሂወት ንኽነብሩ ቡቲ ተፈጥሮ ዝዓደሎም ዘናም ክራማት ጥራይ ህይወቶም ክመርሑን ኣብ ካልእ ኣማራጺ ናይ ማይ ምንጪ ከቋሙቱ ከይተገደዱን ንመዋእላት ተጓዒዞም። በንጻሩ እቶም ንኽትቅመጦ ኣብ ዘይምቹእ ከኒታት ኣየር፣ ብዘይ ሱብ ብዘሰርሖ ተወሳኺ መሳለጥያ ክስፈር ዘይካኣል ከባቢታት ዓለምና ዝቕመጡ ደቂ-ሰብ ናይ ሂወት ጠለባቶም ክምልሱ ከይደቀሱ ክሓድሩን ሱብ ዝሰርሖ ዓበይቲ ናይ ማይ ትሕተ-ቅርጺ ብምውዳድ ውሑስ ምንጪ ብምርግጋጽ፣ ዓቢ ተኽእሎ ጽሓት ከመንጭዉ፣ ከምኡ'ውን ብመስኖኣዊ ሕርሻ ብስሩዕ ልዕሊ ክልተ ቀውዒ ኣብ ዓመት ከፍርዩን ጠለባቶም ብዘመችአ መገዲ ክምልሱን በቒዖም። በዚ ድማ ሚዛን ምዕባለ ክቕልሱን መስሕብ ናይ ዝድሓሩ ወገናት ዓለም ክኾኑን በቒዖም።

ሃገራት ኣፍሪቃ ብፍላይ ሃገራት ቅናት ሳህራ ኣብ'ዚ ሕጂ ግዜ ንልምዓት ማይ ከውሕሳ ላዕልን ታሕትን ኩበላን ብሓባር ንምንቃል ተበግሶታት ክወስዳን ይርኣያ ኣለዋ።

ኤርትራ ኣብ'ዚ ዝሓለፈ 27 ናይ ናጽነት ዓመታት ብሕልፊ ኣብዚ ናይ ኣይሰላም ኣይኩናት ዘለናሉ ሃዋህው፣ ኣብቲ ንህንጻት ዘላቒ ምዕባለን ንህላወ ደቂ-ሰብ ወሳኒ ዝኾነን ልምዓት ማይ ዝለዓለ ቀዳምነት ሂባ ክትሰርሓሉ ጸኒሓን ኣላን። ኣብዚ ኣብ ምርግጋጽ ውሑስ ምንጪ ትሕተ ባይታውን ልዕለ ባይታውን ጸጋ ማይ፣ ንሃገራዊ ናይ ልምዓት ስትራተጂን ትግባረ ማሕበራዊ ፍትሕን ኣብ ግምት ብዘእተወ፣ ኣብ ኩሉ ከባቢታት ሃገር ብምዕሩይ ዝርግሐ ብዝተሃንጹን ኣብ ምህናጽ ዝርከቡን ትሕተ-ቅርጺ ማይ ኣብ ዝተኣማምን ናይ ምኽዛን ብቕዓት በጺሕና ኣሎና። ኣብዚ ጉዕዞ ዝተዋሕሰ ካልእ ኣገዳሲ ሃገራዊ ሃብቲ እንተልዩ፣ ምህናጽ ውሽጣዊ ናይ ምግባር ዓቕሚ እዩ። ልክዕ ከም ጉዕዞ ንናጽነት ሰድሪ ብሰድሪ ብዋብሪ እናተምሃርካን ተጨባጢ ፍልጠት እናሓዘካን ብምምልላእ ዓቕሚ ወገን እናመላእካን ንጸላኢ ብምሽርራፍ እናንጎዳደልካ ዓርመሹሽ ጸላኢ ብምጽራግ ናጽነት ክዉን ንምግባር ዝተበኞቐ፣ ኣብ ቃልሲ ንምጭባጥ ብቑጠባ ዝረሀዋ ሃገር'ውን ሰድሪ ብሰድሪ እናተመሃርና ውሽጣዊ ናይ ምግባር ዓቕሚና እናደለብና ቡብቑሩብ እናመላእናን ኑቲ ጸላኢና ዝኾነ ድንቁርናን ድኽነትን ብምሽርራፍ እናጎደልናን ንጓዓዝ ምህላውና እዩ። ኣብ'ዚ ህያው ኮይኑ ዘሎ ናይ ኣማኢት ሚልዮናት ሜትሮ ኩብ ስትራተጂካዊ ናይ ማይ ትሕተ-ቕርጺ ናይ ምህናጽ ገስጋስ፣ ኣብ ኮለጃት ንዝተመሃርዎ ክልሰ-ሓሳባዊ ፍልጠት ብዋብሪ ብምትግባር ዓቢ ክእለት ዝወሰኑን ዓበይቲ ፕሮጀክታት ናይ ምምራሕን ምምሕዳርን ብቕዓት ዝጥረዩን ሞያውያን ህንጻ ዝኾኑ መንእሰያት ክፍጠሩ ክኢሎም ኢዮም። እዚ ፍሉይ ሃገራዊ ቅዲ እዚ ቀጻልነቱ ዝተዋሕሰ መጻኢ ንምርግጋጽ ቀንዲ መበገሲ እዩ።

እዚ ኣቐዲምና ካብ ጸብጻባት መዘክብ ዲጋታት ዓለም ዝረኣናዮ ዓበይቲ ዲጋታት ብዓበይቲ ኣህጉራውያን መሃንድሳትን ናይ ምህንድስና ትካላትን ዝተሃንጹ እዮም። እዘን ናይ ልዕሊ ሰለስተ ሚእቲ ሚልዮን ከምኡ'ውን ዓሰርተታት ሚልዮናት ሜትሮ ኩቦ ማይ ናይ ምኽዛን ተኽእሎ ዘለወን ዲጋታትና ግን ብውሽጣዊ ዓቕምና ዝተሃንጻን ንሞያዊ ዓቕሚ መንእሰያትና ዝሰሓላን እየን። ዕዳጋታትና ብኣሕምልትን ፍሬታትን ወግሐ ጸብሐ እናሃብተመ ክመጽእ ዝኽኣለ ድማ ጽልዋ ናይ እቲ ገና ኣብ ምጅምማር ዘሎ ልምዓት ሕርሻ ትሕቲ ዲጋታት እዩ።

እዚ ኣብ ተዳራግን ሰፊሕ ዝርግሐ ዘለዎን ናብ ናይ ልምዓት ጽምዶ ገጹ ዝኸይድ ዘሎን ገስጋስና እምበኣር፣ ኣብ ሓጺር ግዜ ኩባዕ ከዝልልና ዝኽእልን ውሑስ ቀጻልነት ዘለዎን ሃገራዊ ፕሮግራም እዩ። ግብራውነት ናይ እዚ ኣብ ዝቐልጠፈ ንኽረጋገጽ ድማ ኣብ ንምዝዛሙ ኑብሲ-ወከፍና ከም ቀደምና ኢደይ ኢድካ ክንብል እዋናዊ ሕቶ እዩ።



ጳንሑት

## ዕላል መንእሰይ

# ምስ ፕሮፌሰር ኣስመሮም ለገሰ

ፕሮፌሰር ኣስመሮም ለገሰ ናይ መባእታ ደረጃ ትምህርቱ ኣብ ኣስመራ ቤት ትምህርቲ ወንጌላዊት፡ ካብ 7ይ ክሳዕ 12 ክፍሊ ኣብ ኢትዮጵያ ቤት ትምህርቲ ተፈሪ መኰንን፡ ናይ ላዕለዋይ ደረጃ ትምህርቱ ድማ ሓደ ዓመት ኣብ ኮለጅ ዩጋንዳ፡ 3 ዓመት ኣብ ኮለጅ ኣዲስ ኣበባ፡ 10 ዓመት ኣብ ሕቡራት መንግስታት ኣመሪካ ዩኒቨርስቲ ሃርቫርድ ተማሂሩ፡ ብኣንትሮፖሎጂ ናይ ፒኤችዲ መዓርግ ረኺቡ።

ፕሮፌሰር ኣስመሮም ኣብ ናይ ስራሕ ተሞክሮኡ፡ ን25 ዓመታት ኣብ ነንበይኖም ዩኒቨርስትታት ሕቡራት መንግስቲ ኣመሪካ፡ ሓደ ዓመት ኣብ ሆላንድ ምሂሩ። ካብ 1984 ድማ ምስ ህዝባዊ ግንባር ሰሪሑ። ንባህልን ደሞክራስን ሕብረተሰብ ኦሮሞ ዝገልጽ ክልተ ዓበይቲ ናይ ምርምር ስራሕ ዝሓዛ መጻሕፍቲ ከምኡ'ውን ኣብ ሓያለ ዓውደ-ዘተታት መጽናዕታውን ምርምራውን ስርሓት ኣቕሪቡ። ንሕብረተሰብ ዘገድስ ብርክት ዝበሉ ዝተፈላለዩ ጽሑፋትን ኣስተምህሮታትን ሰሚናራትን ብምሃብ'ውን ልሉይ ኣበርክቶ ገይሩ። መጽሔት መንእሰይ ንጉዕዞ ሂወቱ፡ ውጽኢት ምርምራዊ ስርሓቱን ካልእ ንመንእሰያት ዘገድሱ ጉዳያትን ኣልዒላ፡ ኣብ ገዝኡ፡ ገዛ ከኒሻ ተንቀሳቒሳ ዘካየደቶ ዕላል ንኣንበብታ ጆባእ ትብል!



**"ንትምህርቲ ብፍቕሪ ክትመሃሮ፣ ብኹሉ መዳያት ክትርድኦ፣ ጠሊቕካ እቲ ውሽጢ ጉዳዩ እንታይ ይመስል ብዕምቈት ክትፈልጦ ክትክእል ኣለካ። ብዛዕባ ኣብ ፈተና ከመይ ትዕወት ጥራይ እናሓሰብካ ትመሃር እንተኾንካ ግና፣ ገዛእ ርእስኻ ተደናግር ኣሎኻ።"**

*ፕሮፌሰር ኣስመሮም ለገሰ*

**• ብእዋን ቁልዕነትካ ክንጅምር ፕሮፌሰር። ኣበይን ብኸመይን ኢኻ ኣሕሊፍካዮ?**

- ብ1931 ኣብ ኣስመራ ኣብ ሹቕ ተወሊደ፤ ኣብ ዓመተይ ናብ ገዛ ከኒሻ መጺአ፡ ኣብ ገዛ ከኒሻ ዓብየ። ዕድመይ ምሉእ ኣብ ከተማ'የ ዓብየ። ገጠር ክንድቲ ኣይፈልጦን'የ። ሓደ እዋን ብፍሉይ ኮነታት ንገጠር ናብ ገረሚ ከይደ ኣለኹ፡ እንግሊዝ ናብ ኣስመራ ቅድሚ ምእታዎም፡ ብ1941 ሮያል ኣየር ፎርስ ንኣስመራ ብቦምባ ክድብድብዋ ጀሚሮም ነይሮም። ኣብ ከረን ኲናት እናተኻየደ፡ ናብ ፎሮቭያ ዒላማ ገይሮም ዝተኩስዎ ቦምባ ኣብ'ዚ ካንሸሎና ክዓልብ ጀሚሩ። ወለደይ ቈልዑ ሒዞካ ኣብዚ ኣየዋጽእን እዩ ኢሎም ናብ ገረሚ ሒዞምና ከይዶም፤ ኣብ ገረሚ ሓንቲ ዓመት ጸኒሐ። እዚኣ ኣብ ሂወተይ ዓብዩ ጽልዋ ገይራ እያ፤ ብዛዕባ ናብራ ገጠር ምጡን ፍልጠት ክህልወኒ ዝገበረት ስለዝኾነት፡ ኣብ ሂወተይ ፍሉይ ተዘክሮ እዩ ዘለዋ።

**• ገለ ኻብኡ ...**

- ኣብ ከተማ ጸኒሕካ ወዲ ገጠር ክትከውን ኩሉ ነገር ይቕየረካ እዩ። ኣብ ደምበ ዱኾዒ ኣሎ፡ ጉድጉዶ ኣሎ፡ በረኻ ምውፋር ኣሎ፡ ዕንጨይቲ ምእራይ ኣሎ፡ ሓምሊ ምሕማል ኣሎ፡ ኣዔታት ንቐልቀል ኩቡቲ ብኢደን እናቘምጥዓ ምጉድጓድ ኣሎ፡ ቁንጪ ኣሎ፡ ቁርዲድ ኣሎ ኩሉ ናብራ ገጠር ፍሉይ ስምዒታት ክፈጥረለይ እዝከረኒ። እታ ዓመት እቲኣ ንዓይ ወሳኒት እያ ነይራ ኣብ ሂወተይ። ናብ ኣንትሮፖሎጂ ገጸይ ንኽዘዙ ዝገበረኒ'ውን እቲ ናይ ገጠር ፍቕሪ ክኸውን ይኽእል'ዩ። ንሳ እንተዘይትኮነር፡ ብዛዕባ ናብራ ገጠር ኣፍልጦ ክህልወኒ ኣይምኸኣለን። ንእግረ መገደይ ነዞም ኣብ ከተማ ተወሊዶም ኣብ ከተማ ዝዓበዩ መንእሰያት፡ ብዙሕ ይጎድሎም ምኳኑ ፈሊጦም ካብ ከተማ ውጽእ ኢሎም ናብራ ገጠር ክርእዩን ክስተማቕሩን ኣገዳሲ ምኳኑ ከዘኻኽሮም እደሊ።

**• ናይ እዋን ቁልዕነት ባህግኻ**

- ሙዚቀኛ ክኸውን እብህግ ነይረ። ኣብ ዘበን ጥልያን'ዩ እንግሊዝ ከይኣተዉ እንከለዉ፡ ኣብ ናይ ጣልያን ቤት ትምህርቲ እናኸድኩ ቫዮሊን እመሃር ነይረ። እቲ ትምህርቲ ኣብ ጥቓ ሲነማ ኦድዮን ኣብ ዝነበረት ሓንቲ ጽብቕቲ ቪላ እዩ ዝወሃብ ነይሩ። ሽዑ ናይ ፋሺሽት ዘበን'ዩ ነይሩ፡ ኣብ ናይ ፋሽስት ዘበን ድማ ኤርትራውያን ምስ ጥልያን ክሕወሱ ኣጸጋሚ እዩ ነይሩ። ሓቢርካ ኮፍ ምባል፡ ሓቢርካ ምስታይ፡ ሓቢርካ ምብላዕ፡ ሓቢርካ ምምሃርን ምዝናጋዕን ኣይነበረን። ንዓይ ወለደይ ከፈሎም ኣእትዮምኒ፡ ተጻጊመ ብጥቡብ ተማሂረ።

**• ከመይ?**

ከምቲ ዝበልኩኻ'ዩ፡ ምስ ፈረንጂ ኮፍ ኢልካ ክትመሃር ዝከኣል ኣይነበረን ሽዑ። መምህራን ናይ'ቲ ቤት ትምህርቲ፡ እንታይ ኢሎምኒ መሰለካ፡ "እዚ ዘሎ ኲነታት ንስኻ ኣብዚ ክትመሃር ኣየፍቅደልካን እዩ። ንስለ ሓያል ተገዳስነትካ ግና ተጣቢብና ከም ትመሃር ክንገብር ኢና። ሕጂ እንታይ ትገብር መስልካ፡ ናይ ደገ ኣጋይሽ እንተመጺኦም፡ ከምዛ ዘይበልናካ ብድድ ኢልካ ኩተጸራሪ ጀምር" ኢሎምኒ። ኩቱር ባህጊ ስለዝነበረኒ፡ ተሰማሚዐሉ። ረሳሕ ጨርቂ ነይራትኒ ምስ'ታ ቫዮሊን ኣሲረ ዘቐምጣ፡ Pretend ንምግባር'ዩ፤ ሰራሕተኛ ጽርየት ተመሲለ ትምህርተይ ቀጺለ። ንሸሞንተ ዓመት ቫዮሊን ተማሂረ።

**• እሞ ሰሪሕካላ'ዶ?**

- እወ። ኣብ ወንጌላዊት ቤተ ክርስትያን ምሉእ ጉጅለ ኦርኬስትራ ነይሩ'ዩ፡ ኣነ'ውን ቫዮሊነይ ሒዘ ኣባል እታ ጉጅለ ክኸውን በቒዐ። ብኹሉ መሳርሒታት ሙዚቃ ዝተወሃሃደ ኮንሰርት ንገብር ኔርና። ናይ ነንበይኑ ክእለት መሳርሒታት ሙዚቃ ዝነበረና ከባቢ 15 ሰባት ንኸውን ኔርና ሽዑ።

**• ጸወታታት እዋን ቁልዕነት**

- እዋን ቁልዕነተይ ኣብዚ ኣብ ገዛ ከኒሻ እየ ኣሕሊፈዮ። ሽዑ እዝከረኒ፡ ኩዕሶ ቀንዲ ጸወታና እዩ ነይሩ። ዋላ ማይ እናሃረመ ኣይንገድፋን ኢና ኔርና። ኩዕሶ እንተረኺብና ግርም፡ ኣይረኸብናን ከኣ ባዕልና ኣጭርቕቲ ጌርና ዋላ ኻልሲ ጠቕሊልና ኢና ንጻወት ኔርና። ካልእ ምሕንባስ ከኣ እፈቱ ነይረ፡ ኣብ ቤት ገርግሽ ሽዑ ሓንቲ ቀላይ ነይራ፡ ማይ ክሃርም ከሎ ግጥም ኢላ'ያ ትመልእ፡ ናብኣ ኬድና ምሕንባስ ንመሃርን ንሕንብስን ኔርና። ግና ዝበዝሐ ግዜና ኣብ ትምህርቲ ኢና ነሕልፎ ኔርና፡ ሽዑ ትምህርቲ ኣዝዩ ሓያል እዩ ነይሩ። ንጸወታ ኣዝዩ ውሱን ግዜ ኢና ንህቦ ኔርና።

**• ኲነታት ትምህርቲ**

- ክሳዕ 6ይ ክፍሊ ሽዱሽተ ዓመት ኣብ ቤት ትምህርቲ ወንጌላዊት ቤተክርስትያን ገዛ ከኒሻ ተማሂረ። ሽዑ ኣብ ኤርትራ ንዜጋታት ክሳብ ራብዓይ ክፍሊ ጥራሕ እዩ ዝፍቀድ ነይሩ። ልዕሊኡ ምቕጻል ዝከኣል ኣይነበረን። ልዕሊኡ ክምህር ወይ ክመሃር ዝተረኽበ ከም ገበነኛ እዩ ዝቑጸር ነይሩ። ልዕሊኡ ደረጃ ትምህርቲ ወይ ክፍሊ

ክምህር ዝተረኽበ ሓደ ኤርትራዊ ካህን ብኸቢድ ክእሰር እዝክር። መምህር ኢሳቕ'ዩም ድሕሪ ገለ ዓመታት ብኽንደይ ሓይሊ ክልተ ክፍሊ ወሲኾምልና። እቲ ልዕሊ ራብዓይ ክፍሊ ምምሃር ብኣና'ዩ ተጀሚሩ፡ ኣብ ወንጌላዊት።

**• ኣብ ናይ መባእታ ብፍሉይ ትዝክሮም መምህራንካ**

- ኣያ ወልደኣብ ወልደማርያምን መሰፍን ጉብረሂወትን እዮም ነይሮም። (ኣብ ተሌፎን መሰፍን ጉብረሂወት'የ ምስ በልካኒ፡ ድሕሪት ኢኻ መሊስካኒ፡ ንዘኽብሮ መምህረይ ኣዘኻኺርካኒ)

**• ተዘክሮኻ ኣብ ኣመሃህራ ናይ ሽዑ**

- ኣዝዩ ፍሉይ እዩ ነይሩ፡ ከም ትፈልጦ ኣያ ወልደኣብ ወልደማርያም ፍሉይ ሰብ'ዩ። ኣብቲ እዋን መጽሓፍ ኣይነበረን፡ ምኩራት መምህራን ኣይነበሩን፡ ባዕሉ ኣያ ወልደኣብ ብዘመሃዞ ገይሩ እዩ ዝምህረና ነይሩ። ክሓስብ፡ ክምህዘን ክበላሓትን ከይደቀሰ'ዩ ዝሓድር ነይሩ። ንሱ ምሂዙ ብዝዳለዎ ገይሩ እዩ ዝምህረና ነይሩ። ናይ ጆግራፍ፡ ናይ ማተማቲክስ፡ ናይ ሳይንስ ቃላት እናመሃዘ፡ ብመልክዕ መጽሓፍ እናሕተመ ይምህረና ነይሩ። እዚ ሕጂ ንሕና ከም ልሙድ ጌርና ንጥቀመሉ ዘሎና ቃላት ሙብዛሕትኡ ንሱ ዝመሃዞ እዩ። ሓያል፡ መሃዛይ፡ ተመራማራይ መምህር እዩ ነይሩ።

**• ኣቦይ ወልደኣብከ ኣበይ እዩ ተማሂሩ?**

- ንሱ'ውን ኣብ ወንጌላዊት ገዛ ከኒሻ እዩ ተማሂሩ፡ እታ ቤት ትምህርቲ ክትምስረት ከላ፡ ብንእስነቱ ኣብኢ ተማሂሩ፡ ሽዑ በዓል ኣባሓጎይ ቀሺ ዘራጽዮን (እዚ ኣብ ስእሊ ትርእዮ ዘለኻ) ካብ'ቶም ቀንዲ መስረት'ቲ ናይ ወንጌላዊት ቤተ ክርስትያን እዮም ነይሮም። ግና ትምህርቲ ኣብ ዝይነበረሉ ግዜ፡ ኣብ ወንጌላዊት ቤተ ክርስትያን ካብ ቀዳማይ ክፍሊ ክምህሩ ጀሚሮም። ሽዑ ቀዳማይ ክፍሊ ፍርቂ ናይ ኢደ ስራሓት፡ ፍርቂ ድማ ናይ ፊደላት ትግርኛን ጣልያንን ትምህርቲ እዩ ዘጠቓልል ነይሩ። ከምኡ እናበሉ በዓል ኣያ ወልደኣብ ብሓይሎም ብጽፍሮም ዝተማህሩ ሰባት'ዮም ነይሮም። ኣብ 2ይ ደረጃ ኮለጅ ወይ ዩኒቨርስቲ ዝተማህሩ ኣይኮኑን ነይሮም። ኣያ ወልደኣብ ኣዝዩ ምሁር፡ ኣዝዩ ፈላጥ እዩ ነይሩ፡ ማእለያ ዘይብሉ መጻሕፍቲ እዩ ዘንብብ ነይሩ። ቋንቋ ጥልያን ይመልኽ ስለዝነበረ፡ ሙብዛሕትኡ ዘንብቦ ዝነበረ መጻሕፍቲ ናይ ጥልያን እዩ ነይሩ። ምስ ኣቦይ ብዙሕ ምዝሕዝሖት'ዩ ነይርዎም። ኣዝዮም ዝቀራረቡ እዮም ነይሮም፡ ሽዑ ንሱ እስካቡሊ እዩ ነይሩ፡ ምህር ውዒሉ ምሳሕ ክደሊ ኸሎ ኣብዚ ገዛና ኣላጊሱ፡ ይምሳሕ ነይሩ፡ ኣብዚ ኮፍ ኢሎም ከኣ ምስ በዓል ኣቦይ ቸዝ ይጻወቱ፡ ወይ ናይ ፖለቲካ ጉዳይ ኣልዒሎም ይካትዑ ነይሮም።

**• ይሰማምዑ ነይሮምዶ?** (ኣብቲ ናይ ፖለቲካ ማለተይ እዩ)

እ... ኣብ ናይ ፖለቲካ ኣተሓሳስባኦም ፍልልይ ነይርዎም እዩ፡ ናይ ኣያ ወልደኣብ ኣተሓሳስባ ካብ ቅድሙ ንጹር እዩ ነይሩ፤ ኩሉሳዕ ንሓርነት ኤርትራ እዩ ዘድግፍ ነይሩ። ቀዲሙ'ዩ ነቒሑ። በዓል'ቦይ ምስ ናይ ኢትዮጵያ Unionist Movement እዮም ዝሓብሩ ነይሮም። ግና ንዕርክነቶም ይትንክፎ ኣይነበረን።

**• ኣብ ትምህርትኻን ኣካይዳኻን ፍሉይ ጽልዋ ዝገበሩልካ ሰባት . . .**

- ኣያ ወልደኣብ ወልደማርያም ብቐዳምነት ክጠቐሶ እደሊ። ኣብ ኣተሓሳስባይ ኣዝዩ ጸልዩኒ እዩ። ቀሺ ዘርኣጽዮን ሙሴ ድማ ብተመሳሳሊ ካብ'ቶም ዝጸለዉኒ እዩ። ቀሺ ዘራጽዮን ካብቶም ወንጌላዊት ቤተክርስትያን ዝመስረተ ኾይኑ ብዙሕ ሰቓይ ዝረኣየ እዩ።

**• ከመይ?**

- ኣብዚ ኣሉላ እዩ ነይሩ ሽዑ፡ ኣብ ውሽጢ ኢትዮጵያ ኸኣ ሃጼ ዮሃንስ። ከሓዲ ተባሂሉ ክሳብ ናይ ሞት ፍርዲ ተበይንዎ ነይሩ። ብደብረብዘንን ደብረ ዳሞ ናይ ኢትዮጵያን መጽሓፍ ቅዱስ ብናይ በዓለገ ቋንቋ ምሂሩ ተባሂሉ፡ ንናይ መወዳእታ ፍርዲ ናብ ሃጼ ዮሃንስ ቀሪቡ። ሃጼ ዮሃንስ፡ "ኣየናይ እዩ እቲ ናይ በዓለገ ቋንቋ ትብልዎ ዘለኹም?" ኢሉ ምስ ሓተተ፡ "ኣምሓርኛ፡ ትግርኛ፡ ትግረ ..." በልዎም። "ዋእ! ኑቲ ቋንቋናስ ናይ በዓለገ! በሉ ርእየልኩም ኣለኹ" ኢሉ ናጻ ለቒቕዎ። ድሕሪኡ ናብ ዓዲ ምስተመልሰ'ውን ቅሳነት ኣይረኸበን። ብግእዝ ዘይመሃርካ ተባሂሉ ክንደይ ኩነኔን ወቐሳታትን ምስ በዝሖ፡ ናብ ባጽዕ፡ ናብ ግዝኣት ቱርኪ ተሰዲዱ። ሽዑ ዘበን ናብ ባጽዕ ምስጋር፡ ግዝኣት ትቕይር ስለዘሎኻ ከም ዓዲ ምቕያር እዩ ዝሕሰብ ነይሩ።

ቀሺ ዘርኣጽዮን ሙሴ ብተወሳኺ ንሕጊ ካርነሸም ብኢዱ ብምጽሓፍ ከም ዝሰነድ ዝገበረ'ዩ። ተሓዝ ደብተር ከኣ ንሱ'ዩ ነይሩ።

ክገርመካ፡ ዕንቅፍቲ ገጢሙኒ'ዩ እምበር፡ ንሕጊታት እንዳባ ናይ ፒኤችዲ ምርምር ክካይደሉ እዩ ነይሩ ዕላማይ።

**• ክንምለሶ ኢና ፕሮፌሰር። ናይ መጽሓፍ ቅዱስ ነገር ካብ ኣልዓልካ፡ ንኣተረጓጉማኡ ዝምልከት ከመይ እዩ ነይሩ?**

- ትግርኛ፡ ትግረ፡ ኩናማ፡ ኦሮሞ ኣብዚ ኣብ ወንጌላዊት ቤተክርስትያን እዩ ተተርጒሙ'ን ከም መወከሲ ክስርሓሉ ጀሚሩን። ቅድሚኡ ናይ ኣምሓርኛ መጽሓፍ ቅዱስ እዩ ተተርጒሙ፡ ብኦርቶዶክስ ቤተክርስትያን ስለእተነጸገ ግዳ ንነዊሕ ዓመታት ኣብ ኣገልግሎት ኣይወዓለን ነይሩ። ኣብ'ቲ ሽዑ እዋን፡ መጽሓፍ ቅዱሱ፡ ብግእዝ እንተዘይኮይኑ፡ ብኻልእ ቋንቋ ክለዓል ቅቡል ኣይነበረን።

**• ናይ ኦሮሞ ደኣ ብኸመይ?**

- ይገርመካ'ዩ! ሓሙሽተ ነኣሽቱ ደቂ ኦሮሞ መንእሰያት፡ ንባርነት ተሸይጦም፡ ብባጽዕ ክወጹ ከለዉ፡ ሽዑ ናይ ቱርኪ ግዝኣ፡ ዝነበረ ሙንዚንገር ፓሻ፡ ርእይዎም። ንእስነቶምን ምንቅስቓሶምን ርእዩ፡ ኣብ ዓይኑ ስለዝሓደሩ፡ ጸዊዕዎም። "ካበይ መጺእኩም?" "ካብ ኦሮሞ" ምስ በልዎ፡ ካብ'ቶም ባሮት ዝሸጡ ዓዲጉ፡ ኣትሪፉ፡ ንበዓል ኣቦይ ቀሺ ዘርኣጽዮን ኣረኪብዎም። ንሳቶም ምሂሮም፡ ኣሰልጢኖም፡ ክሳዕ መጽሓፍ ቅዱስ ኣብ ምትርጓም ኣብጺሐሞም። ስለዚ ናይ ኦሮሞ መጽሓፍ ቅዱስ ኣብዚ ኣብ ወንጌላዊት ቤተክርስትያን እዩ ተተርጒሙ። ኣብ ጥቓ ወንጌላዊት ቤተክርስትያን ሓንቲ ንእሽቶ ኣጉዶ ኣላ፡ ኣብኣ ኮይኖም እዮም ተርጒሞማ። እታ ኣጉዶ ታሪኻዊት ስለዝኾነት፡ ክሳዕ ሕጂ ተዓቂባ ኣላ። ንህዝቢ ኦሮሞ ኣዝዩ ዓቢ ታሪኽ እዩ እዚ። እቲ ናይ ፕሮቴስታንት ሃይማኖት'ውን እንተኾነ በዚ ኣቢሉ'ዩ ኣብቲ ሕብረተሰብ ተኣታቲዩ። ኣብዚ እዋን ልዕሊ 5 ሚልዮን ኣመንቲ በጺሑም ኣለዉ።

**• ኣብ እዋን ንእስነትካ ዝነበረካ ፖለቲካዊ ንቕሓት ከመይ ነይሩ?**

ኢየ ወልደኣብ ኣዝዩ ሃገራዊ እዩ ነይሩ። ምንቅስቓስ ኪይጀመረ ከሎ ኣትሒዙ፡ ብታሪኽ ዝበሰለ እዩ ነይሩ። ንኤርትራ ክንብጥዋ ዝደልዩ መካመን ምዃኖም፡ ብመልክዕ ጽውጽዋይ ገይሩ ይነግረና ነይሩ። ኣብ ጋዜጣታት እውን ኣነቓቓሕቲ ዓናቕጽ ይጽሕፍ ነይሩ። ንሕና ኸኣ ምንባብ ኣይንሓምቕን ኔርና። ደሓር ምምህርና ሓዲጉ ኣሰናዳኢ ጋዜጣ ኤርትራ ምስ ኮነ ኸኣ'ሞ፡ ኤርትራ ሓራ ክትከውን ኣለዋ፡ ኤርትራ ነብሳ ክትገዝእ ኣለዋ እናበለ'ዩ ዝጽሕፍን ዘነቓቕሕን ነይሩ። ሽዑ ብዛዕባ ሓርነት ከመይ ገይሩ ሓሳብ ይመጽእ ነይሩ፡ ይገርመካ'ዩ። ምኽንያቱ በቲ ሽዑ ግዜ፡ ናይ ሓርነት ኣተሓሳስባ ኣብ ኣፍሪቃስ ይትረፍ ኣብ ዓለም'ውን ኣይነበረን። ካብ ግዝኣት (colonial) ናይ ምውጻእ ተሞኩሮ ጨሪሱ ኣይነበረን። ድሕሪ ክንደይ ቃልሲ ህንዲ ካብ እንግሊዝ ሓራ ምስ ወጸት እዩ ኸማን ብዛዕባ ሓርነት ንቕሓት ክስፋሕፋሕ ጀሚሩ። ኢየ ወልደኣብ ብመሰረቱ መራሒኦም እዩ ኔሩ።

ኢትዮጵያ ክቕትልዎ ዘይፈተንዎ ኣይነበረን። ኣብዚ ምሳና ክቕመጥ ከሎ 7 ግዜ ፈተነ ቅትለት ገይሮምሉ። ሓደ ግዜ ዓባይና ብዓይና ዝረኣየቶ ቦምባ ኣብ ገዝኡ ደርቢዮምሉ። ንሕና ኩሉ ንፈልጥ ኔርና። ኢየ ወልደኣብ ተቓላሳይ ከም ዝኾነ፡ መራሒ ከም ዝኾነ፡ ዝሓሰበ ከም ዘይገድፍ፡ ብሓፈሻ ኩሉ ሂወቱ ብዕምቈት እከታተሎ ኔረ። ኣይሰለጠንን'ምበር፡ ታሪኽ ህይወቱ ክጽሕፍ ፈታቲነ ኔረ። ኣደይ ኣብ ዓደ ኣምሓራ ብስደት ከይዳ ከላ ኢየ ወልደኣብ ካብ ካይሮ ፈነወ ሬድዮ ይዝርግሕ ነይሩ። ፕረዚደንት ግብጺ ዝነበረ ጀማል ዓብደል ናስር ብስርዓት ተቐቢሉ፡ ፕሮግራም ሬድዮ ክንብር ኣፍቂድሉ። እቲ ፕሮግራም ሬድዮ ኣብ ምሉእ ኢትዮጵያ ይቃላሕ ኔሩ። ሽዑ ኣደይ ብኽልተ ሬድዮ ትሰምዓ ኔራ ነታ ፕሮግራም። እታ ቀዳመይቲ ተፈሸለታ በታ ካልኣይቲ ትሰምዕ ኔራ። ኣብ ኣፍደገ ሓላዊ ገይራ እያ ትሰምዓ ኔራ። ኣደይ ሓያል ስምዒት ሃገር ነይርዋ። ኣነ'ውን ከምኡ። እቲ ጸገም ኣነ መገዲ ቐይረ። ካብ ናይ ኤርትራ ምርምር ናብ ናይ ኦሮሞ ምርምር ከይደ፡ ክሳብ 1984 ድማ ዋላሓንቲ ርክብ ኣይነበረንን ምስ ኤርትራ ይኹን ምስ ህዝባዊ ግንባር።

**• እቲ ንቕሓት ከኣ ደኣ'ሞ?**

- ኣይተንቀሳቐስናሉን። ሳላ ኢየ ወልደኣብ፡ ኣብ ንቕሓት መጺእካ ቅድሚ ሰብና ኢና ሰጒምና ኔርና። ከምቲ ቀዲምና ዝረኸብናዮ ዕድል ናይ ንቕሓት፡ በቲ ግዜ'ቲ ተንቀሳቒስናሉ ኔርና እንተንኸውን ቀዲምና ሓራ ምኾንና ኔርና፤ እቲ ኹሉ ንሓርነት ዝተኸፍለ ዋጋ ኸኣ ኣዝዩ ምነከየ ነይሩ።

**• ናብ ትምህርቲ ንስገር፡ ሻድሻይ ክፍሊ ምስ ወዳእካሽ?**

- ኣብ ሻብዓይ ክፍሊ ካልእ ኣማራጺ ስለዘይነበረ፡ ምስ ብጾተይ ናብ ኢትዮጵያ ኣዲስ ኣበባ ከይደ።

**• ከመይ ረኺብካያ'ሞ ኣዲስ ኣበባ**

ኣስመራ ጸኒሕካ ናብ ኣዲስ ኣበባ ክትከይድ ፍጹም ዘራኽብ ኣይነበሮን ሽዑ። ናብ ገጠር ዝኣተኹ ኮይኑ እዩ ተሰሚዑኒ። ኣብ ማእከል ከተማ ቀንጣሮ ህንጻታት ነይረን። ዝበዝሐ ግና ከም ናይ ገጠር'ዩ ነይሩ።

**• ንቓጽል**

ኣብ ኢትዮጵያ ኣብ ቤት ትምህርቲ ተፈሪ መኰንን ኣቲና። ናይ ንጉስ ሃይለስላሴ ቤት ትምህርቲ እዩ። ነታ ቤት ትምህርቲ ጃንሆይ ብፍሉይ ይከታተላ ነይሩ። ኣብ ሰሙን ሓደ ግዜ ብኣካል ናብታ ቤት ትምህርቲ እናመጸ፡ መን ተዓዊቱ መን ኣይተዓወተን ኮሊሉ ይርእየናን ይከታተለናን ነይሩ። መምህራንና ካናዳውያን እዮም ነይሮም። ሽዑ ቀልጢፍና እንግሊዝ ቋርጠምጠም ክንብልን ክንመልኮን ጀሚርና። 12 ክፍሊ ክንውድእ ከሎና እንግሊዝ ምሉእ ብምሉእ መሊኽና ኢና ወጺእና። እቲ ቤት ትምህርቲ ብኹሉ መሳርሒታት ዝዓጠቐ እዩ ነይሩ። ናቱ ናይ ጃንሆይ ፍሉይ ቤት ትምህርቲ ስለዝነበረ፡ ኩሉ መሳርሒታት ምርምር ነይርዎ። ሻብዓይ ክፍሊ ኮይነ ኣብቲ ቤት ትምህርቲ ክኣቱ ከለኹ፡ ምስ'ቶም ቀዳሞት ተመሃሮ ሻብዓይ ክፍሊ እየ ነይረ፡ ቅድሚኡ ሻብዓይ ክፍሊ ኣይነበረን ኣብቲ ቤት ትምህርቲ። ክሳዕ ንምረቕ ምስ'ቶም ቀዳሞት ኮይነ እየ ወዲአ።

• **ናብ ጉዳይ ቫዮሊን ክመልሰካ፡ ንትምህርቲ ናብ ኢትዮጵያ ምስ ከድካ፡ ተማሊእካያዶ?**

- እወ፡ ቫዮሊነይ ሓቝፈ'የ ከይደ ናብ ኣዲስ ኣበባ። ሽዑ ቫዮሊን ማለት ብርቂ ነገር'ያ ነይራ ኣብ ኣዲስ ኣበባ። ርእዮማን ሰሚዖማን ኣይፈልጡን እዮም። ናይ ሽዑ መምህራንና፡ ካብ ካናዳ ዝመጹ፡ ኣመንቲ ካቶሊካዊት ቤተክርስትያን እዮም ነይሮም። "እንታይ እያ እዛ ሒዝካያ ዘሎኻ?" ኢሎምኒ፡ "ቫዮሊን ትብሃል" "ትኽእላ ዲኻ?" "ዘይክእላ ደኣ፡ ንምንታይ ተሸኪመያ መጺአ እዚ ኹሉ መገዲ" ኢለዮም። "እምበኣረይ ክትፍትን ኢኻ" ኢሎምኒ። ሓንቲ ኣርመናዊት መምህር፡ ቤት ትምህርቲ ሙዚቃ ክትከፍት ፋሕተርተር ትብል ኣላ'ሞ ከነራኽበኩም ኢሎም ኣራኺቦምና። ኣብ ቤት ትምህርቲ፡ ንዓይን ንዕኣን ኮንሰርት ከትገብሩ ኢኹም ኢሎምና፡ ጌርና። ሽዑ ንሳ ዝገበረት ጌራ ብዮታ ጽሒፋ፡ ሓንቲ ናይ ኣምሓርኛ ደርፊ ኣእትያትላ እምበር ኩሉ ናይ ፈረንጂ እዩ ነይሩ። ክላሲካል ሙዚቃ እዩ። ጃንሆይ ባዕሉ ኣብቲ ኮንሰርት ተዓዲሙ፡ መጺኡ ነይሩ። ብሕልፊ ነታ ናይ ኣምሓርኛ ደርፊ ብቫዮሊን ጽቡቕ ገይረ ምስ ተጻወትኩዋ ኣዝዩ ተሓጒሱ። ኣብቲ ሽዑ ግዜ፡ ኣብ ምሉእ ኢትዮጵያ ኦርኬስትራ ኣይነበረን። እታ ኣነ ሒዘያ ዝኣተኹ ቫዮሊን፡ ኣብቲ ሃገር ፋልመይቲ መሳርሒት ዘበናዊ ሙዚቃ እያ ነይራ።

• **ብዝሒ ኤርትራውያን ተመሃሮ ከመይ ነይሩ?**

ብቐጥታ ካብ ኤርትራን ካብ ክፍለሃገራት ኢትዮጵያን ተደማሚሩ፡ ኤርትራውያን ዝበዝሕና ኢና ኔርና። ይዝርከረኒ ሽዑ ምብዛሕ ኤርትራውያን ኣብ ገለ ኣምሓሩ ስክፍታ ስለዝፈጠረ፡ እዞም ሰባት ይዕብሉልና ኣለዉ፡ ክወሩና'ዮም፡ ገለስ ክግበር ኣለዎ ኢሎም ላዕልን ታሕትን ክብሉ እዝከረኒ። ብኮታ ከም ዝእቶ ምግባር ከም መፍትሒ ሓሳብ ቀሪቡ፡ ክሰረሓሉ ጀሚሩ ነይሩ። እቲ ቤት ትምህርቲ ኣብ ኣፍሪቃ ጸላዊ ንኪኸውን ብዙሕ ተሰሪሕሉ እዩ። ካብ ዩጋንዳ፡ ኬንያ፡ ዛምብያ፡ ሩዋንዳ ወዘተ መጺኦም ምሳና ይመሃሩ ነይሮም። ካባና'ውን ናብ ካልኦት ኣፍሪቃ ዝኸዱ ነይሮም። ብሓፈሻ እቲ ቤት ትምህርቲ ኣብ ታሪኽ ኢትዮጵያ ታሪኻዊ እዩ። ክሳብ ቤት ጽሕፈት ውድብ ሓድነት ኣፍሪቃ ኣብ ኣዲስ ኣበባ ክኸውን ጽልዋ ዝገበረ ኮይኑ እዩ ዝረኣየኒ።

• **ንቐጽል ሕራይ** (ኣብ ትምህርቲ ኢና ዘሎና)

2ይ ደረጃ ኣብ ቤት ትምህርቲ ተፈሪ መኮንን (ኣዲስ ኣበባ) እየ ወዲአ። ካብኡ ብቐጥታ ናብ ዩጋንዳ ብምኻድ ኣብ ኮለጅ መከረ ሓደ ዓመት ምስተመሃርኩ፡ ኣብቲ ኮለጅ ኣብ ሞንጎ ተመሃሮን መምህራንን ናዕቢ ስለእተላዕለ፡ ኣነ ድማ ሓደ ካብቶም ወደብቲ ናይ'ቲ ናዕቢ ስለዝነበርኩ፡ ኣይቀጸልክዎን። ቀልጢፈ ናብ ኣዲስ ኣበባ ተመሊሰ።

• **እንታይ ዘናዕብ ተረኺቡ?**

ንካሪክለም ናይቲ ኮለጅ ዝምልከት'ዩ ነይሩ። ኩሉ እቲ ትምህርቲ ብባዕዳዊ መግዛእቲ ተቓንዩ ክቐርብ ስለዝጀመረ፡ ኩሉ ተመሃራይ ኣይተቐበሎን። Poletical Science ክትመሃር ኣይትኽእልን ኢኻ። ታሪኽ ብኻልእ ተቓንዩ እዩ። ኮታስ ጸገም ኮይኑ። ሽዑ ይዝከረኒ፡ ኣነ ዝጸሓፍክዋ ጽሕፍቲ ኣብታ ዝበዝሐ ዝርጋሐ ዝነበራ ጋዜጣ ወጺኣ ነውጺ ፈጢራ። "Mekere at a stand still!" ብዝብል ኣርእስቲ ዘዳለኽዋ'ያ። ባዕሉ ፕረዚደንት፡ ኮለጅ ከም እተዓጽወ በታ ኣብ ጋዜጣ ዝወጸት ጽሑፍተይ ስለዝፈለጠ፡ ተቖጢዑ፡ ንኹላትና ካብቲ ኮለጅ ሰጒግና።

• **እንታይ ደኣ ገበርካ?**

ናብ ኣዲስ ኣበባ ተመሊሰ፡ ኣብ ዩኒቨርስቲ ኮለጅ ኣዲስ ኣበባ ኣትየ። ሓድሽ ኮለጅ እዩ ነይሩ ሽዑ። ኣብኡ "Education" እዩ ነይሩ ቀንዲ ትምህርተይ። ኣብቲ ኮለጅ ጽቡቕ ስለዝኸድኩ፡ ምስ ሓሙሽተ ብጾተይ ናብ ሃርቫርድ ዩኒቨርስቲ (ሕ.መ.ኣ.) ተላኢኽና። በይነይ እየ ነይረ ኤርትራዊ፡ እቶም ካልኦት ኢትዮጵያውያን እዮም ነይሮም።

• **ኩነታት ትምህርቲ ኣብ**

## ዩኒቨርስቲ ሃርቫርድ

ንሱ ኸኣ ናይ ግዛእ ርእሱ ሰፊሕ ታሪኽ'ዩ ዘለዎ። ኣብኡ "ኣንትሮፖሎጂ" እየ ተማሂረ። ኣንትሮፖሎጂ ብዛዕባ ባህሪ፡ ባህሊን ታሪኽን ደቂሰብ ዘጽንዕ ትምህርቲ እዩ። ሽዑ ንፒኤችዲ ቀሪበ። "ናይ ምንታይ ምርምር ክትገብር ትደሊ?" ሓቲቶምኒ። ዓደይ ከይደ ናይ ሕጊ እንዳባ ምርምር ክገብር ከም ዝደሊ ነጊረዮም። ምኽንያቱ ብዛዕባ'ዚ ካብ ኣቦሓጎይ ወረስ ስለዝኾንኩ፡ ብዘይ ጸገም ክሰልጠኒ ዝኽእል ምኳኑ ፈሊጠ'ለኹ። ሕጊ እንዳባ ናይ ቀደም ባህላዊ ስርዓት ምኳኑ፡ ካብ 300 ክሳዕ 500 ዓመት ዝገበረ ኣብ ጽሑፍ ዝሰፈረ ታሪኽ ከም ዘለዎ ነጊረዮም። ተቐቢሎምኒ። ዘድሊ መሳለጥያን ገንዘብን ሂቦም ሰዲዶምኒ። ናብ ኢትዮጵያ ተመሊሰ፡ ናብ ሚኒስትሪ ትምህርቲ ከይደ፡ ብዛዕባ ናይ ኤርትራ ሕጊታት እንዳባ ምርምር ክኻይድ ተመዊለ ከም ዝመጻእኩ ነጊረዮም። እቲ ግዜ ብ1961፡ ተ.ሓ.ኤ. ምንቅስቓስ ጀሚሮም ዝነበርሉ እዋን'ዩ ነይሩ። "ኣብዚ ዘለናዮ ሓደገኛ ኩነታት፡ ኤርትራዊ ንኤርትራ ኸይዱ ምርምር ክገብር ብምንም ተኣምር ኣይንፈቅድን ኢና" ኢሎም ኣቐቢጾምኒ።

## እሞኸ ደኣ!?

ካልእ ክሓስብ ግድን ኮይኑ። ብዛዕባ ባህልን ታሪኽን ብሄራት ኢትዮጵያ ኣፍልጦ ኣይነበረንን። ባህርዩን ባህልን ዓደ'ምሓራ ብዙሕ ኣይስሕበንን እዩ። ብዛዕባ ኦሮሞ ግና ናይ ቀድም ሓበሬታ ጸኒሑኒ ስለዝኾኑ፡ ብተገዳስነት ክሓስበሉ ጀሚረ። ኣብ ባህልን ባህርዩ እውን ካብ ናይ ኣምሓራ ፍልይ ዝበለን ዝሓሸን ኮይኑ ተራእዩኒ። ኣርእስቲ ምርምረይ ክቐይር፡ ናብ ሃርቫርድ ዩኒቨርስቲ ተመሊሰ። ኣብኡ ላይብረርያን ቤተመጻሕፍቲ ናይ'ቲ ዩኒቨርስቲ፡ ካብ ኢትዮጵያ ከም ዝመጻእኩ ፈሊጣ፡ "ሃርቫርድ ብዛዕባ ኢትዮጵያ ዘሕተሞ መጽሓፍ ከም ዘሎ ትፈልጥ ዲኻ?" ክትብል ሓቲታትኒ። "ኣይፈልጥን"። ካብ ኣኹብሕ ናይቲ ቤት ንባብ ሓደ መጽሓፍ ኣውጺኣ ሂባትኒ። "The folk literature of Galla" ዝብል ኮይኑ፡ ቼሩሊ ዝተባህለ ኢጣልያዊ ዝጸሓፉ'ያ ነይራ። ገዛ ወሲደ ኣንቢበያ። ኣዝያ መሲጣትኒ። ቼሩሊ ብዛዕባ ስርዓት ኦሮሞ ብሕልፊ ድማ ብዛዕባ ገዳ ብዙሕ ተጨኒቑ ከም ዝነበረ ኣብ ጽሑፉ ይረኣየካ። ኦሮሞ ባህሊ የብሎም፡ ስርዓት የብሎም፡ ንግስነት የብሎም ዝብል ዘረባ ምስ ሰምዐ፤ ከመይ ኢሉ ከምኡ ይኸውን ካብ ዝብል'ዩ ብዛዕባ ኦሮሞ መጽናዕቲ ክገብር ተበጊሱ። "ገዳ" ዝበሃል ደሞክራሲያዊ ስርዓት ከም ዘለዎም ተረዲኡ። ዕሙቕ ኢሉ ከጽንዖ ግና ኣይከኣለን፡ ምኽንያቱ ንሱ ኢጣልያ ንኢትዮጵያ ወራሪ ተመሓድሪ ኣብ ዝነበረትሉ እዋን፡ ዝለዓለ ስልጣን ዝነበሮ እዩ። ነዚ'ውን ካብ ምሒር ግዳሰ ኣብ ትርፊ ግዜኡ ዝገበራ እያ ነይራ። ኣነ ነታ መጽሓፍ ምርኩስ ገይረ፡ ብዕምቈት ክሰርሓሉ ዝኽእል ምኳነይ ፈሊጠ፡ ንስራሕ ተበጊሰ።

### • ምርምርካ ከተካይድ ከመይ ሰሊጡካ?

ብዛዕባ ኦሮሞ ምርምር ክገብር ወሲነ ፍቓድ ምስ ረኸብኩ፡ "ኣንታ ኦሮሞ እንታይ ባህሊ ሃልይዎም ኮይኑ ኢኻ ናቶም ባህሊ ተጽንዕ ዘሎኻ? ስራሕ ስኢንካ ዲኻ፡ ካብ ኣመሪካ መጺእካስ እዚ ክትገብር? ዘይከውን ነገር እዩ እዚ? ወዘተ" ዝበሉኒ ኣምሓሩ ነይሮም።

ኑቲ መጽናዕቲ ኣብ ቦረና እየ ጀሚረዮ። ኣብ'ቲ እዋን ናይ ቦረና ኣባገዳ (ዝለዓለ በዓል ስልጣን) ጀልዴሳ ሌብን እዩ ዝበሃል ነይሩ። ካባይ ዘይፍለ በዓል ፈረስ ሓላዊ ገይሩለይ። ኣብ ዝኸድክዎ፡ ነዚ ሰብኣይ ተሓባበርዎ፡ ከይትትንክፍዎ እናበለ ኣዋጅ ይነግር። ስለምንታይ ኣብ ሞንጎኦም ኣለኹ ብዝግባእ ተረዲኦሞ ስለዝነበሩ፡ ኩሉ ዘድሊ ምትሕብባር ገይሮምለይ እዮም ናይ ብሓቂ። ምኽንያቱ እቲ ዓለም ዘይፈለጦ፡ ግና ኸኣ ክትፈልጦ ዘለዋ ሃብታም ባህሊ፡ ታሪኽ፡ ቅዲ ኣነባብራን ምዕቡል ምስግጋር ስልጣንን ከም ዘለዎም ይፈልጡ'ዮም። መጀመርታ ጀልዴሳ ሊበን ባዕሉ ብኣዝዩ ወዕወዕ ስምዒት ምስተቐበለኒ፡ ድሕሪኡ ብዘይ ዝኾነ ጸገም ክሰልጠኒ ክኢሉ። ጽርግያ ኣብ ዘይነበሮ ከባቢታትን ኣጻድፍን እናጸረገ፡ ቈጠቋጥ ቈራሪጾም መገዲ እናውጽኡ ኣሰንዮምኒ። እቲ መንፈስ ኣዝዩ ባህ ይብለካ'ዩ።

### • ውጽኢት ምርምርካ

ክልተ መጻሕፍቲ ጽሒፈ። ክልቲኦን ብዛዕባ ባህልን ታሪኽን ኦሮሞ ዝገልጻ'የን። እታ ቐዳመይቲ ኣብ 1973 ዝጸሓፍክዋ ኮይና፡ "Gada, the approaches of the African study" እያ ትብል፡ ኣብ እዋና ተሓቲማ ተዘርጊሓ'ያ። እታ ካልኣይቲ ድማ፡ ሓደ ምዕራፍ ኑቲ ቅድሚ ሕጂ ዘጽናዕክዎ ሓዊሰ፡ "Gada and the Future of Oromo Democracy" ብዝብል ኣርእስቲ ኣዳልየያ ኣለኹ።

### • ገዳ እንታይ እዩ?

ገዳ ንፖለቲካዊ፡ ባህላዊ፡ ታሪኻዊን ማሕበራውን ኣካይዳ ዝሓቁፍ ህዝቢ ኦሮሞ ዝመሓደረሉ ስርዓት እዩ። እታ መጽሓፈይ'ውን ነዚ'ታት ዝሓዘት እያ። መራሕቲ ናይ ኦሮሞ ካብ ጥንቲ ሸዱሸተ

ሰባት'የም። እቶም ሽዱሽተ መራሕቲ ካብ እዋን ንእስነቶም እዮም ዝምረጹ። ድሕሪኡ 21 ዓመት ጸኒሖም ንሸሞንተ ዓመት ኣብ ስልጣን ይድይቡ።

ካብ'ተን ሸሞንተ ዓመት ኣርባዕተ ዓመት መሰ'ሕለፋ፣ ኣብ ቅድሚ ህዝቢ ቀሪቦም ይግምገሙ። ክግምገሙ ከለዉ ኩሉመዳያዊ ገምጋም እዩ ዝካየደሎም። ተገምጊሞም ብቑዓት እዮም ዝበሃሉ እንተኾይኖም፣ ነተን ኣርባዕተ ዓመት ይውሰኹወን። ብቑዓት እንተዘይኮይኖም፣ "ቡንኪሱ" ይብልዎ ብቛንቋ ኦሮሞ፣ መንቀሊ (uproot) ማለት እዩ። ዘይብቑዕ (incompetent) ኮይኑ ኣሎ ማለት እዩ። ስለዚ መራሕቲ ንዝተወሰነ ግዜ እዩ ዝምረጽ፣ በታ ተመሪጹላ ዘሎ ግዜ ኸኣ ተገምጊሙ ብቑዕ እንተዘይኮይኑ፣ ካብ ስልጣኑ ይወርድ ማለት እዩ።

ካልኣይ እንታይ ኣሎ፥ እዞም ሽዱሽተ ሰባት'ውን ኣመራርጸኦም ፈፍርቂ እዩ። ኦሮሞ ኣብ ክልተ ስለዝምቀሉ፥ ካብ ክልቲኡ ወገን ብማዕረ ሰለስተ እዮም ናብ ስልጣን ዝመጹ። ስለዚ "majority division" ክግበር ዕድል ኣይህብን'ዩ። ብናይ ሓባር ስምምዕ ወይ ብ"consensus" ጥራሕ'ዩ ዝሰርሑ። ምኽንያቱ፥ እቶም ሰለስተ ተሓናኒቖም "grid-lock" ክፈጥሩ ይኽእሉ'የም። ካልእ ኣብኡ፥ ሰራዊት ክዳሎ እንከሎ፥ ኣብ ክልተ ብማዕረ ዘይምቀል ቁጽሪ (Odd number) እዮም ዝገብሩ። ሕጂ እተን ጉጅለታት ናይ ሰራዊት ኣብኡ 9 ወይ 5 ክኾና ይኽእላ፤ 6 ግና ኣይትኸውንን እያ፥ ንምንታይ፥ ኣብ ኩናት ከለኻ እንድሕሪ ኣብ ድርድር ኣቲኻ፣ እቶም ክልተ ወገን ተሓናኒቖም ኮፍ ዝብሉ እንተኾይኖም የለኻን ማለት እዩ። ኣነ ካብ ተሞኩሮይ ከምዚ ዓይነት ናይ ስልጣን ምስግጋር ኣብ ሰዊዝ ጥራሕ ርእየ ኣለኹ። ሰዊዝ ብ7 ሰባት'የም ዝመሓደሩ። ልዕሊ ኹሉ ንህዝቢ ኦሮሞ ዘመሓድሮ፣ ጉሚ ዝበሃል ሓደ ኣካል ኣሎ።

## ጉሚኸ እንታይ እዩ?

ጉሚ፥ ሓፋሽ ማለት እዩ፣ ኣእላፍ ማለት እዩ። ናይ ብሓቂ ኣእላፍ ኮይኖም ማለት ዘይኮነ፥ እቲ መሪሕነት ንሓፋሽ ወይ ንኣእላፍ ህዝቢ ዘውክል'ዩ ማለት'ዩ። ምሕደራ ጉሚ ብዕድመ፥ ብጉጅለ እዩ። ጉሚ ክትውለድ ከሎኻ ኣብ ሓንቲ ሩባ ኢኻ፥ ካብኣ ቡበሸሞንተ ዓመት እናሰገረት 88 ዓመት ኣብ ነፍሲወከፍ ዕድመ ናይ'ታ ጉጅለ ዝተፈላለየ ስልጣን፥ ዝተፈላለየ ሓላፍነት ኣሎ። ስለዚ ኩሉ ስርዓቶም ብናይ ደቂሰብ ሂወት ኣወዳድባ ዝተመስረተ ስለዝኾነ፥ ኩሉ ሓፋሽ ይሳተፍ እዩ ማለት እዩ። ቁልዑ፥ መንእሰያት፥ ማእከላይ ዕድመ፥ ዋላ ዓበይቲ ኩሎም ተራ ኣለዎም ማለት'ዩ ኣብቲ ስልጣን። ሓደ ወገን ነቲ ሓደ ክዕብልሎ ኣይክእልን እዩ። ጉሚ ናይ 7 ናይ 5 ኣብ ሓደ ምሉእ ዕድመ ማለት እዩ፣ ፍርቂ ዕድመ ናይ ሰብ 40 ዓመት'ዩ ብናቶም ኣረኣእያ። ወለዶ (ወይ ጀነረሽን) ክበሃል ከሎ ብናቶም ወለዶ 40 ዓመት እዩ። 40 ዓመት ኣብ ሸሞንተ ዓመት ናይ'ዞም 5 ጉጅለ እዮም ማለት'ዩ። ካብዞም ጉጅለ ዝተዋጽአ ኣኼባ፥ ጉሚ ተባሂሉ፣ ናይ ላዕለዋይ ኣካል እዩ ማለት'ዩ። ሕግታት ዘውጽኡ ንሳቶም እዮም፣ ገበን ንዝፈጸመ ዝቐጽዑ ንሳቶም እዮም፣ 'ተባእሰ ዝዓርቁ ንሳቶም እዮም፣ ኮታ ኩሉ ስልጣን ኣብ ኢዶም እዩ ማለት'ዩ።

## • ጉዳይ ምርጫ ጉሚኸ ከመይ እዩ?

ጉሚ ንምሉእ ህዝቢ ኦሮሞ ዘውክል ኣካል እዩ። ሓደ ካብቲ ንሳቶም ዝገብርዎ ነገር እንታይ ኣሎ፣ ኩሉሳዕ ኣብ ኦሮሞ ተወዳዳሪ ኣካል ኣሎ። ምርጫ ክግበር ከሎ ኣገባብ ዝሓለወ ግቡእ ውድድር እዩ ዝግበር። እዚ ኸኣ 21 ዓመት ኣብ ስልጣን ቅድሚ ምምጽኦም እዩ። ተኸሰከስካ ኢኻ ናብ ስልጣን ትመጽእ። ኣብቲ ውድድር ጃህራ ይፍቀድ እዩ። ኣብ ካልእ ኩነታት ብዝኾነ መገዲ ከምዚ ገይረ፣ ከምዚ ፈጺመ፥ ሃብታም'የ፥ ምሁር'የ ኢልካ ምጅሃር የለን፤ ኣብቲ ናይ ምርጫ ግዜ ግና ከም ድላይካ ክትዛረብ፥ ከም ድላይካ ኑበስካ ክትምጉስ ይከኣል'ዩ። ስለዚ ብውድድር እዮም ዝምረጹ፣ ኣብ ስልጣን ከለዉ ኸኣ እታ ናይ ምምንቃስ መሰርሒ ኣላ፣ ግፍዒ ተፈጺሙ፣ ገበን ተፈጺሙ፣ እቲ መራሒ ካብ ስራሕ ክንቀል ይኽእል'ዩ። ስለዚ ዋላ'ውን ብኸምኡ ኣይጸውዕዎ፥ ናይ ገዛእ ርእሶም መገምገሚ ብቕዓት፥ "System of checking and balance" ኣለዎም። ነቲ ኣብ ስልጣን ዘሎ ወገን፣ ዝግምግም ወይ "ካውንተር ባላንስ" ዝገብር ኣካል ኣሎ። ኣብዚ ጉዳይ መራሕቲ ሃይማኖት ፖለቲከኛታት ኣይኮኑን፣ ኣብ ፖለቲካ'ውን የለዉን። ኣብ ፖለቲካ ክሳተፉ'ውን ኣይክእሉን፤ ነቲ ኣብ ስልጣን ዘሎ ወገን ብሃይማኖት መሰረት ክግምግምዎ ግዳ መሰል ኣለዎም። ስለዚ ሞራሊቲ ኣብ'ቲ ናቶም ስርዓት ቦታ ኣለዎ ማለት'ዩ። ብዓለማዊ ሕጊ "secular" ጥራሕ ኣይኮኑን ዝመሓደሩ።

## • እዚ ኣገባብ ካብ መዓስ'ዩ ጀሚሩ? ሕጂኸ ከመይ ይቕጽል ኣሎ?

- እቲ ናቶም ስርዓት ን550 ዓመት ቀጺሉ። እዚ ሕጂ ዓሚ (2017) ዝተመርጸ ናቶም መራሒ መበል 71 እዩ። ቡበሸሞንተ ዓመት እዩ። ን550 ዓመት ብዘይ ምቁራጽ ብደሞክራሲያዊ ስርዓት መሪሕነት ክመርጹ ጸኒሖም



ኣለው።

## • ጽልዋ መጽሓፍካ ኣብ ህዝቢ ኦሮሞ

ኣብ ንቕሓት ህዝቢ ኦሮሞ ጸላዊ ተራ ተጻዊታ እያ። እታ መጽሓፈይ ዝፈጠረቶ ወይ ዘመሃዘቶ ሓድሽ እኳ የለን። እንታይ እዩ? ኑቲ ሓቂ እያ ኣንጸባሪቓ። ኣንቢቦማ ነታ መጽሓፍ "ከምዚ ዝመስል ስርዓት ከለንና ከመይ ኢልና ተዳሂልና ጸኒሕና ክሳብ ሕጂ?" እዮም ዝብሉ። ኣቐዲመ'ውን ገሊጸልካ ነይረ፡ ገለ ኣምሓራ ድማ "እንታይ ኢኻ ንስኻ ክሳዕ ክንድዚ ሓፍሓፍ ተብሎም፡ ኦሮሞ ኸኣ ኣየናይ ባህሊ፡ ስርዓትን ታሪኽን ሃልዩዎም ኮይኑ እዩ? ሰማይ ሰቒልካዮም" ዝብሉ ነይሮም።

## • እቲ ሓቂከ?

ኣዝዩ ሃብታም ባህልን ታሪኽን እዩ ዘለዎም። ታሪኾም ቀቢሮሞ እምበር ክሳብ ምኒልክ ዝመጽእ ንኢትዮጵያ ዝገዝእዋ ዝነበሩ ኦሮሞ እዮም ኔሮም። ሸሕኳ ዘይነግሱ 'ተነበሩ ኣንገስቲ እዮም ኔሮም። ንንጉስ ናብ ስልጣን ዘምጽኡ ንሳቶም እዮም። እቲ ሰራዊት ከኣ ብምሉኡ ኦሮሞ እዩ ነይሩ። ብሓፈሻ ናይ ኣምሓራ ኣረኣእያ ኣብ ልዕሊ ኦሮሞ ካልእ ነገር'ዩ ነይሩ። ኣዝዮም የኽብርዎም ነይሮም፣ ይፈርህዎም ነይሮም፣ ኣብ ስልጣን ዘደይብዎም ንሳቶም እዮም ነይሮም፤ (They were king makers) ክሳዕ ምኒልክ ስልጣን ዝወሰደ። ናይ ምኒልክ ታሪኽ ሂወት ዝጸሓፈ ደራሲ፡ ቅድሚ ምኒልክ ስልጣን ምውሳዱ ዝጸሓፎ ነገር ነይሩ፥ "ኣባታችን እመሃ እየሱብ እዚህ ገደሉ ውስጥ ያስቀመጠን፣ የኦሮሞ የፈረሰኛ ሰራዊት ላይ ኣናታችን ስሊያዘው ነው" ይብል። ምኽንያቱ ኦሮሞ ላዕሊ ዘሎ ፕላቶ ሒዘሞ ኣለው፣ ታሕቲ ዘሎ ጎላጉል ሒዘሞ ኣለው፣ ኣብቲ ጸድፊ ጥራሕ'ዩ ተሪፉና ዘሎ መሬት፡ ኣብኣ ኣምጺኡ ኣሰፊሩና፡ ሕጂ ተዓቢጥና ኢና ዘሎና" ይብል፡ ቀጺሉ "ከምቲ ኣሞራ ነታ ኣንጭዋ ኣብ ገረብ ኮይኑ ዝሕልዋ እሞ ቁሩብ ነቕ እንተበለት ወሪዱ ቈብ ዘብላ፣ ንሳቶም ከኣ ኣፍራሶም ሒዞም ኣብቲ ላዕለዋይ ፕላቶ (ጫፍ ጎቦ) ኮይኖም ንዓና ይሕልዉና ኣለው።" ነቕ እንተ ኢልናሲ ከጥፍኡና'ዮም ማለቱ እዩ። ኦሮሞ ኣብዚ መጺኦም ክዋግኡ ኣይክእሉን'ዮም፡ ናይ ጸድፊ ውግእ ስለዘይፈልጡ፡ ንሕና ኸኣ ኣብቲ ጎልጎል ኬድና ክንዋጋእ ኣይንኽእልን ኢና ፈረስ ምግላብ ስለዘይንፈልጥ"

ኩሉ እዚታት መዓስ'ዩ ዝግልበጥ፡ ምኒልክ ኣብ ስልጣን ምስ ደየበ። ምስቶም ንኢትዮጵያ ክጎብጡ ወይ ክቈጻጸሩ ዝፍትኑ ዝነበሩ ሓይልታት (በዓል ፈረንሳይ፡ ጣልያን፡ እንግሊዝ) ድርድር እናገበረ፡ ንዓኣቶም ካልእ ሓለፋታት እናሃበን ገለ ዝጉብርሉ ማዕጾ እናኸፈተን ካብኣታቶም ኣጽዋር እናወሰደ  ኣብ ስልጣን ደይቡ። ንኣብነት ንፈረንሳ ሓዲድ ክሰርሑ ፈቒድሎም። ቐያር ናቱ ድማ ኣጽዋር ይእኩብ። ኣኪቡ ንዓድዋ ክኸይድ ከሎ ርብዒ ሚሊዮን ሰራዊት ኔርዎ። ካብዚኦም እቶም 1/5 ዘመናዊ ኣጽዋር ዝዓጠቑ እዮም ነይሮም። ካብ ዓድዋ ምስ ተመልሰ፡ በዚ ኹሉ ኣጽዋር ሰራዊቱ ካብ 100 ሽሕ ናብ 600 ሽሕ ኣብጺሕዎ። ኑቲ ኹሉ ኣብ ደቡብ ዘሎ ኢትዮጵያ ገዚእዎ። ድሕሪኡ ታሪኽ ተፈብሪኹ፡ ተገልቢጡ። እምበር ክሳብ ሽዑ ገዛእቲ ኣምሓራ ኣይኮኑን ኔሮም፤ ኦሮሞ እዮም ኔሮም።

## • ናብ ካልእ ከይሰገርና ብዛዕባ ኦሮሞ ትውስኾ እንተሃልዩ?

ሓደ ዓቢ ነገር ኣሎ ኣብ ኦሮሞ ዘረኸብክዎ ነገር። ኣነ ድሒረየ ፈሊጠዮ። ካልኦት ሰባት ዝገበርዎ መርመራ እዩ። ኣብ ቦረና ኣዝዩ ዘሰደምም ናይ ኣስትሮኖሚ ኣገባብ ኣቈጻጽራ ኣሎ። ኣብ ቦሮና ወርሒ ርእዮም መዓልቲ እንታይ ከም ዝኾነት፡ ወርሒን ኮኾብን ብሓንሳብ ክወጻ ከለዋ ርእዮም እዛ መዓልቲ እዚኣ ከምዚ'ያ፡ እዛ ወርሒ እዚኣ ከምዚ'ያ ኢሎም ይነግሩኻ። ብትኽክል ዝነገር ናይ ምሉእ ዓመት ካላንደር ኣለዎም። ዲቕ ዝበለ ናይ ኣስትሮኖሚ ስራሕ'ዩ። ኣብቲ መጀመርታ ንዓይ ንገዛእ ርእሰይ ኣዝዩ ኣጨኒቑኒ ነይሩ። ምንም ክርድኣኒ ኣይከኣለን። ብዛዕባ'ዚ ኣሬሮ ረመታ ዝበሃል ሸማግለ ሰብኣይ እዩ ኩትሕዘኒ ፈቲኑ። ከዋኽብቲ ዝፈልጥ ሰብ ብዙሕ ነገር'ዩ ዝፈልጥ፡ ስለዚ ንስኻ'ውን ብዛዕባ ከዋኽብቲ ክትመሃርን ክትፈልጥን ኣሎካ ኢሉ ተገዲሱ ክረድኣኒ ጀሚሩ። ንሳቶም እንታይ እዮም ዝብሉ፡ ወርሒ ክትወጽእ ከላ፡ መዓልቲ

መዓልቲ ቦታኣ ትቕይር እያ። ወርሒ ኣብቲ ቀዳማይ መዓልቲ ምስ ሓንቲ ኮኾብ ክትራኸብ ከላ፡ ኣብ ካልኣይ መዓልቲ ድማ ምስ'ታ ካልእ ትራኸብ፡ ብምቕጻል ምስ ሳልሳይ . . .

ሓወልቲ ይሰርሑ እዮም ኦሮሞ፣ ሰብ ክመውት ከሎ እቶም ደቁ ኩሎም ኣዕኑድ ይተኽልሉ። ካብኡ ጸሪቦም ሸልማት ይሸልምዎ ነቲ ዓንዲ። እተን ኣዕኑድ ናብ ሰማይ ናብ ዝተፈላለያ ኣንፈታት እየን ዘመልክታ። ሕጂ ሓደ ኣርኪዮሎጂስት ነዚ መጽሓፈይ ኣንቢቡ፡ ኣብ ኬንያ ብተመሳሳሊ ኣገባብ ዝተተኽላ ኣዕኑድ ርእዩ፡ ትርጉመን እንታይ ከም ዝኾና ዘይንፈልጠን፡ ናብ ሰማይ እየን ዝጥምታ ዘለዋ። እቲ ኮኾብን ወርሕን ኣበይ ከም ዝራኸቡ ዘመልክታ እየን ዝመስላ ኢሉ 'ተዓቒነን ኩለን ትኽክል ቦታ ኣብ ሰማይ ይነግራኻ። በዚ ድማ ነፍሲወከፍ ወርሒ ክትወጽእ ከላ ምስ ኣየናይ ኮኾብ ከም ትወጽእ ተረዲአ።

300 ዓመት ቅ.ል.ክ. ዝተመስረተ ሓደ ስርዓት ናይ መዓልቲ ዝቈጻጸር ኣስትሮኖሚ፣ ክሳዕ ሕጂ ይቕጽል ኣሎ። ልዕሊ 2000 ዓመት ቀጺሉ ማለት እዩ። ተራእዩ ዘይፈልጥ ነገር እዩ እዚ፡ ኣብ ምሉእ ኣፍሪቃ ከምኡ ዓይነት ነገር ኣይተረኽበን። ቀዳማይ ዝተረኽበ ናይ ቦሮና እዩ። እዚ ንኦሮሞ ብፍሉይ ዘጠምቶምን ዘኹብሮምን ነገር እዩ። ከምዚ ንሕና ኣስመራ ኣብ ዓለም ተቐባልነትን ተፈላጥነት ብምርካብ ዝተሓበንና፡ እዚ ናቶም ናይ ኣስትሮኖሚካል ካላንደርን እታ ሓወልቲን ድማ ኣብ ዩኔስኮ ተቐባልነት ብምርካብ ኣፍልጦ ተዋሂብዎ ኣሎ።

- **ተስፋዬ ገብረኣብ፡ ኣብ "የደራሲው ማስታወሻ" መጽሓፉ ብዛዕባኻ ጽሒፉ ኣሎ። ኣንቢብካዮዶ?**

ተስፋዬ ገብረኣብ "የጋዜጠኛ ማስታወሻ" ትብል መጽሓፉ ምስ'ውጽኣ፣ ንመጀመርታ ግዜ ኣብ'ዚ ኣብ ኣስመራ ተራኺብና። ካብ ነዊሕ ሌላ ጸኒሑና እዩ። ንድራር ጸዊዐ ዓዲመዮ፡ የዕሊልና። ሽዑ ተስፋዬ ኣብ ጭርምራም ወረቓቕቲ፡ ነንኣሸቱ ነጥብታት ክጽሕፍ እዝከረኒ። ደሓር ድሕሪ 6 ወርሒ ይኸውን "የደራሲው ማስታወሻ" ትብል መጽሓፉ ትወጽእ። ኣብኡ "ቦረና! የስልጣኔ ዋሻ" ብዝብል ኣርእስቲ ብዛዕባይ ሓደ ምዕራፍ ጽሒፉ። ኣብኡ ንቦረና በዓቲ ናይ ስልጣኔ እዩ ዝብላ። ተሓቢኣ እያ ዘላ ግን ብዙሕ ስልጣኔ እያ ዓቚራ ዘላ ክብል'ዩ ደልዩ። ተስፋዬ ኣዝዩ ዝድነቕ ሰብ'ዩ። እታ "የቡርቃ ዝምታ" ትብል መጽሓፉ፡ ኣብ ምሕያል ንቕሓት ህዝቢ ኦሮሞ ዓቢ ጽልዋ ኣሕዲራ እያ። ዕባይ ቢሾፍቱ ኾይኑ ምስ ኦሮሞ ምዕባዩ ነቲ ባህሊ ጽቡቕ ገይሩ ክለልዮ ዕድል ረኺቡ'ዩ። ክንበቡ ዘለዎም ጸለውቲ መጻሕፍቲ እዩ ዝጽሕፍ። እዛ ሕጂ ጽሒፍዋ ዘሎ "ማህደር ኑረኒ" ናይ ታሪኽ መጽሓፉ ድማ ንመንእሰያት ጥራሕ ዘይኮነ፡ ዋላ ነዞም ዝሸምግልና ኣገዳሲት መጽሓፍ'ያ። ብዙሓት'ውን ከድንቕዋ ተዓዚበ ኣለኹ።

- **ናብ ተሞኩሮ ስራሕ ክንሰግር**

ኣብ ሃርቫርድ እናተማሃርኩ ከለኹ እቲ ናተይ ፕሮፌሰር ምስ ስዋርትሞር ኮለጅ ጽቡቕ ርክብ ኔርዎ። ካብ ሃርቫርድ ደብዳቤ ተጻሒፉለይ፡ ብቐጥታ ስራሕ ኣእትዮምኒ፡ መጀመርያ ስራሕ ዝጀመርኩሉ ሽዑ'ዩ ማለት'ዩ። ስዋርትሞር ኮለጅ ኣዝያ ሃብታምን ምዕብልትን ኮለጅ እያ። ኣብኡ ነዊሕ ዓመታት ምሂረ። ድሕሪኡ ግን ብAfrican studies ስፔሻላይዝ ኣይገብሩን'ዮም ኢለ ሰለስተ ዓመት ጸኒሐ ስራሕ ቀይረ። ኣብ ዝኾነት ዩኒቨርስቲ ልዕሊ ሰለስተ ዓመት እጸንሕ ኣይነበርኩን፡ ምኽንያቱ ካብኡ ዝነውሕ ጸኒሐ ሱር ተሰዲደ፡ ኣብ ዝደለኽዎ ናብ ዓደይ ክመጽእ ኣይክእልን'የ። ስለዚ ዩኒቨርስታት እናቐያየርኩ ን20 ዓመት ዝኸውን ሰሪሐ።

- **ተሳታፍነት ኣብ ህዝባዊ ግንባር**

ኣብ 1984 ናይ ኦሮሞ ናይ 5 ዓመት ምርምር ወዲአ ንሃርቫርድ ክምለስ ከለኹ፣ ብስራት ዝበሃል ወኪል ናይ ህዝባዊ ግንባር ኣብ ናይሮቢ ይረኽበኒ። "ስማዕ! ገዛይ ሒዘካ ክኸይድ እሞ ብዛዕባ ምሕራር መሬት ኤርትራ። ዘረድኣካ ነገር ኣለኒ" ይብለኒ። ተተሓሒዝና ከይድና፡ ምሉእ ለይቲ ክንዘቲን ክንካታዕን ሓዲርና። "ክትምለስ ከለኻ ንኣሜሪካ ብሜዳ ጌርካ ዘይትኸይድ?" ይብለኒ። "እንታይ እዩ እቲ ሜዳ ኸ" እብሎ። ንሱ፡ "ሓራ ኣውጺናዮ ዘለና መሬት ኤርትራ" ይብለኒ። "እሞ መእተዊ ኣሎ ድዩ?" ምስ በልክዎ፡ "ንሱ ንዓና ግደፎ። ሕራይ ጥራይ በለኒ" ይብለኒ። "ሕራይ" ኢለዮ። ካርቱም ከይደ። ኣብ ካርቱም ትቕብል ኣቢሎም ኣበይ ከም ዘእተዉኒ ኣይፈልጥን፡ ክልተ ለይቲ ኣብኡ ሓዲረ። ንጽባሒቱ ሜዳ ኣትየ። ካብ ሽዑ ጀሚረ ከቢድ ናይ ሜዳ ሰሙናት ኣሕዲረ። ሓንጎለይ ህይወተይ ኩሉ ገላቢጥዎ። ቅድሚኡ ንህዝባዊ ግንባር ብርሑቕ ኮይነ'የ ዘድንቖ ኔረ እምበር፡ ዋላሓንቲ ርክብ ይኹን ፍልጠት ኣይነበረንን። ኣብኡ ምስ ኣተኹ፡ ዋላ ግንባር'ውን ኣይኣመነንን። "እዚ ኹሉ እዋን ጠፊኡ ነይሩ፡ ሕጂ ደኣ እንታይ ተረኺቡ'ዩ መጺኡና" ዝበሉ ነይሮም። ኣብ ቤት ጽሕፈት ፖለቲካ ወርሒ ኣጸኒሖምኒ። ይፍትሹ፡ ይፍትኑ

እየ ነይረ። ተፈቲነ ምስ ሓለፍኩ፡ ተዓዲመ ኸይደ ደርሆ ተሰሪሓ ጸኒሓትኒ፡ ሮመዳንን ኢሳይያስን ኣብ ቤት ጽሕፈቶም ተቐቢሎምኒ። ኣብኡ ማኪና ተመዲባትለይ፡ ድላየይ ምርምር ክገብር። ኣብ ዘብለጭልጭ ነገር ክጥንቀቕ፡ ጻዕዳ ክዳን ከይወዲ፡ ብዘከኣል ማኪናይ ኣብ ትሕቲ ገረብ ክኽውል ተላብዩም ሰዲዶምኒ። ተንቐሳቒሰ። ናይ ትምህርቲ ግዜ እዩ ነይሩ ንሱ ንዓይ። ብዞዕባ ሜዳ ብዙሕ ተማሂረ። ሓንጎለይ ክፉት እዩ ኔሩ፣ ኩሉ ገላቢጠ ርእየዮ። ኣዝዩ መሲጡኒ።

ሰለስተ ዓመት ኣብ ኣመሪካ ጸኒሐ፡ ክምህር ኢለ፡ “ኣፕል ማኪንቶሽ” ኮምፒተር ሒዘ ንሜዳ ተመሊሰ። ቅድሚኡ ሓበሬታታት፡ መጽሔታት፡ መጻሕፍቲ ወዘተ ኩሉ ብኢድ ተጻሒፉ፡ ተባዚሑ እዩ ዝዕደል ኔሩ። ምስ ኣርኣኽዎም ፈትዮማ። ሽዑ ይዝከረኒ፡ ኣነ ናይ ማኪንቶሽ ደጋፊ’የ ነይረ፡ ኣለምሰገድ ዝበሃል ድማ ናይ PC ኮምፒተር ደጋፊ ነይሩ፡ ኢሳይያስን ካልኦት ኣባላት መሪሕነትን ኣብ ዝተረኽበሉ ብልጫታተን እናገለጽና ተኻቲዕና። ማኪንቶሽ እንተላይ ናይ ትግርኛ ፕሮግራም ጽዒና ስለዝኣተወት፡ ክፍልታት ዜና፡ ትምህርትን ሕትመትን ደጊፎማ።

ኣብ’ታ ካልኣይቲ ዓመት ኣብ ዝተፈላለየ መዳያት ኣስተምህሮ ክሁብ ተዓጢቐ እየ ኸይደ። ቀዳማይ ናይ ፎቶግራፊ ክእለት ኔርኒ ኑቶም ናይ እንዳ ዜና ሰኣልቲ ስልጠና ፎቶግራፍ ሂበዮም። ካልኣይ መዛግብ ናይ ህ.ግ. ከይጠፍእ ምእንቲ፡ ብኸመይ ዲጂታል ትገብሮ ሓበሬታ ዝሁብ፡ “Information Management in Eritrea” ዝብል ወረቐት ኣቕሪበ። ድሕሪ ሓርነት’ውን ምስ’ቶም ተመራመርቲ ናይ ባህሊ፡ ፖለቲካ፡ ኢኮኖሚ፡ ናይ ኩለን ብሄራት ዝጸሓፍዎ ንዕኡ ዲጂታላይዝ ኣብ ምግባር’ውን ሰሪሐ።

**• ናብ ካልእ ቅድሚ ምስጋርና ተወሳኺ ትብሎ እንተሎ፡ ምስ ናይ ሜዳ ብዝተኣሳሰር**

ኣብ 1984 ድሕሪ ሜዳ ምእታወይ፡ ናብ ዩኒቨርሲቲ ተመሊሰ ኩሉ ትምህርተይ ቐይረዮ እየ። ኩሉ እቲ ኣስተምህሮ ዝገብሮ ዝነበርኩ ትምህርቲ ድማ ናብ ኤርትራ ከም ዝቐንዕ ገይረዮ። እንታይ ኣሎ ጉድለታት፡ በየናይ መገዲ ክሕግዝ እኽእል እናበልኩ ነቲ ኮርስ ብምሉኡ ቀያይረዮ። ሓደ ካብቲ ኣብ ሜዳ ከይደ ዝገበርክዎ ጉዳይ “ፓተንት” እዩ። ብዙሕ ምህዞታት ኔሩ ተጋደልቲ ዝመሃዝዎ። ንሳቶም ግን ከም ዝመሃዙ ኣይፈልጡን ኔሮም። ዋላ ‘ተሓተትክዎም’ውን፡ “እዚ ምህዞ ኣይኮነን፡ ሰንዕ ሰንዕ ኣቢልና ኢና ኣመሓይሽናዮ እምበር ዝመሃዝናዮ ነገር የለን” ይብሉኒ። ኣነ ግን ክሪኦ ከለኹ ገሊኡ ብሓቂ ዓበይቲ ምህዞታት እዩ ነይሩ።

**• ንኣብነት?**

እዘን ኣዴታት ማካይን (ማርቸድስ) ኣዝየን ጽቡቓት መካይን እየን። ግን ንኣጻድፍ ዘይኮነ፡ ንጎላጉል እየን ተሰሪሐን። ሕጂ ኣብ ሜዳ ምስ ኣተዋ፡ እቲ ቻሲ ቀልጢፉ ክነቅዕ ጀሚሩ። ውሕስነት (guarantee) ኔርወን ስለዝኾነ፡ ንጀርመን መልእኽቲ ሰዲዶም የዐርዩልና ኢሎሞም። ንሳቶም መጺኦም ርእዮመን። “እዚኦን ‘ኮ ንኽምዚ ቦታ ኣይኮናን ተሰሪሐን፡ ‘ተኽኢልኩም ባዕልኻትኩም የዕሪዩወን፡ ንሕና ንኽፍለኩም” ኢሎሞም። ነቲ ቻሲ ፈንጢሖም ሓድሽ ሰኒዖም ደሪዖም የእትዮምለን። ትካል መርሰደስ ኢንጂነራቶም ሰዲዶም ርእዮመን። ገሪምዎም። እታ ኣነ ሓንቲ ዝገበርክዋ፡ ጉዳይ ፓተንት ምንጋር ጥራሕ’ዩ ነይሩ። ካልእ’ውን ብዙሕ መዳያት ነይሩ።

**• ንኤርትራ ዝምልከት ዝገበርካዮ ጽሑፋት**

ብዙሕ ነገር ጽሒፈ ኣለኹ። ድሕሪ ሓርነት ኣብዚ መጺአ ብዙሕ ምርምራት ኣካይደ እየ። እታ ኣብ ሜዳ ክትትግበር ሓሲበያ ዝነበርኩ መጽናዕቲ፡ “Culture and Health in Eritrea” ብዝብል ኣርእስቲ ኣብ 1991 ተተግቢራ። ውጽኢት መጽናዕቲ ኣብ 1ይ ሃገራዊ ፈስቲቫል ኣብ ኤክስፖ ናብ ህዝቢ ኣቕሪብና። ሽዑ ይዝከረኒ፡ ኣብ መራኸቢ ብዙሃን መዛረቢ ኾይኑ ነይሩ። ምኽንያቱ ነቲ መጽናዕቲ ከካይድ፡ ምልእቲ ኤርትራ ኢና ኮሊልናያ። ብማኪና ዝኣቶ ብማኪና፡ ተዘይኮነ ተጋደልቲ ኣእዱግ ሒዞም ናብ ኩሉ ጣሕሰስ እናበሉ ዝኣትውዎ እናኣተና ነቲ መጽናዕቲ ዓሚምናዮ።

**• እንታይ ኢኹም ተጸንዑ ኔርኩም?**

ብዞዕባ ጥዕና ኾይኑ፡ ዘያዳ ንባህላዊ ፍወሳ ዝምልከት’ዩ ነይሩ። እንታይ ዓይነት ባህላዊ ፍወሳ ይጥቀሙ? መረዳእታኦም ኣብ ባህላዊ ፍወሳን ዘመናዊ ፍወሳን ከመይ ምዃኑ፡ ንኹሉ ብደቂቕ ኢና መርሚርናዮ። መጽሓፍ ተወዲኡ ኣሎ። ኣይተሓትመን፡ ግዳ ብግቡእ ተሰኒዱ ኣሎ። መዓልቲ ከይሃልዎ ኣይክተርፍን እዩ።

**• ካልእከ**

ናይ “ምውጋድ ድኽነት” ምርምር ክካየድ ፕረዚደንት ኢሳይያስ ብሓላፍነት ክሰርሓላ ሂቡኒ ነይሩ። ምስ ገለ 20 ዝኾኑ ምሁራት ብደረጃ ሃገር መጽናዕቲ ተኻይዱ። ውጽኢቱ ድማ ብመልክዕ ሰነድ ኣብ እዋኑ ኣረኪብና።

### • ንቐጽል ፕሮፈሰር

ድሕሪኡ ኩናት ወያነ ይመጽእ። ኩናት ወያነ ክመጽእ ከሎ፡ ፍጹም ካብ ትጽቢት ወጻኢ. ስለዝነበረ፡ ህዝቢ. ኤርትራ ደንጽዩዎ እዩ። ካብኡ ዝገደደ ዘደንጹ ድማ፡ ብዓሰርተታት ኣሽሓት ንዝቑጸር ሰላማዊ ህዝቢ. ኤርትራ ምስጓጉም እዩ። ብሑመራ ገይሮም ናብ ዓዶም ክኣትዉ. ከለዉ፡ ኣብቲ ዶብ ከይደ ተቐቢለ፡ ቃለመጠይቕ ክገብረሎም ጀሚረ፡ እቲ ናይ ኣንትሮፖሎጂ ሞያይ ድማ ብዝግባእ ተጠቒመሉ። ብዙሓት ጋዜጠኛታት ናይ ወጻኢ. ነይሮም ሸዑ እዝከረኒ፡ ንዓኣታቶም እውን እትርጉመሎም ነይረ። ኣብ ኩሉ ቦታታት እናተንቀሳቐስኩ ዝገበርክዎ ቃለመጠይቓትን ጽሑፋትን ኣብ መጽሔታትን ኣብ ካልእ መራኸቢ. ብዙሃንን እዝርግሖ ነይረ።

### • ብፍሉይ ካብ ትዝክሮ?

ንሓንቲ ጓል 24 ዓመት መንእሰይ፡ ገዝኣ መጺኦም ካብ ወዲ 7 ወርሒ. ህጻን ውሉዳ ፈሊዮም ብሓይሊ. ወሲዶማ። ጎረባብቲ ሕማቕ ርእዮም፡ ነቲ ህጻን ሒዞምላ ናብቲ መፋነዊ ቦታ ምስ መጹ፡ ነቲ ህጻን ደፊኦም ንደገ ደርብዮም ንዓኣ ኣብ ኣውቶቡስ ሰቒሎማ፤ ካብኡ ዝበኸየት ክሳብ ኣብዚ. በጺሓ። ኣብዚ. ምስ መጸት፡ ቃለመጠይቕ ኣካይደላ። ክንደይ እሞ ክትብሎ ኢኻ፡ ብዙሕ ዘስካሕክሕ ፍጻመታት እዩ ነይሩ።

### • በል ናብ ዓድና፡ ናብ ሕጊ እንዳባ ኸኣ ክመልሰካ

ዝዓበየ ነገር ናይ ህዝቢ. ኤርትራ ሕጊ እንዳ'ባ እዩ። ሕጊ እንዳ 'ባ ኸኣ ናይ ህዝቢ. ምሕደራ ናይ ርእሱ ማለት እዩ ኔሩ። ሕጊ እንዳ 'ባ ህዝቢ. እዩ ዝጽሕፎን ዘመሓድሮን። እዚ. ምስ ኩሎም ግዝኣቲ የባእስ ኔሩ። ምኽንያቱ ግዝኣቲ ነቲ ህዝቢ. ክቈጻጸርዎ እዮም ዝደልዩ። በቲ ናቶም ሕጊ ከመሓድርዎ እዮም ዝደልዩ። ምኽንያት፥ ርስቲ፡ መሬት፡ ጤሳ ኮታስ ኩሉ ምሕደራ ናይ መሬት ብሕጊ እንዳ 'ባ ስለዝመሓደር እዩ። መንግስቲ ጣልያን ኣብ ባህሊ. ኤርትራ ብሕልፊ ድማ ኣብ ሕጊ እንዳ'ባ ምርምር ክገበር ንሓደ ምሁር ሰዲዱ ነይሩ። እቲ ምሁር ክንዲ ገለ ዝኸውን መጽሓፍ ጽሒፉ ኣረኪ.ብዎም። ኣብ ፓርላማ ናይ ኢጣልያ ኣትዩ። ድሕሪኡ ጣልያን ነቲ ሕጊታት እንዳባ ከም ዘለዎ ተቐቢሉ፡ ጉዳያት ናይ ኤርትራውያን እንተኾይኑ፡ ብሕጊ እንዳባ፡ ንኽልቲኡ ዜጋ ዘጠቓልል እተኾይኑ ድማ ብናይ ክልቲኡ ኣገባብ ተራእዩ ፍርዲ ክወሃብ ጀሚሩ።

### • ከመይከ ቀጺሉ?

ሃይለስላሴ ምስ መጸ'ዩ ፈሪሱ። ሃይለስላሴ ህዝቢ. ኤርትራ ብሕግታቱ ክመሓደር ኣይፈቐደን። ምጽእ ኢሉ "ሕግታትኩም ኣረክቡ" እዩ ኢሉ። "ካብ ሕጂ ንንየ ብሕግታትኩም ኣይትመሓደሩን ኢኹም፣ ሲቪላዊ ኮድ ኣለና፣ ብእኡ ኢኹም ትመሓደሩ" ይብሎም። እታ ቐሺ. ዘርኣጼን ዝጸሓፋ ደብተር ናይ ካርነሽም ኣኮይ እዩ ወሪሰዋ። ወዲ ወዶም እዩ ንዕኦም። ንሱ ሕጂ ተጸዊዑ ከይዱ ናብ ቤት ፍርዲ። "ኣምጽኣያ ደብተርካ" ኢሎሞ። "ከምጽኣ ኣይክእልን እየ" ኢልዎም። "ኢሂ?" "ናተይ ኣይኮነትን" "ናይ መን ድኣ?" "ናይ እንዳባ" "መን እዮም እቶም እንዳባ፡ ጸውዕዎም" "እንዳ'ባ ደኣ ኩሎም ዓበይቲ ዓዲ'ዮም" (ሰሓኞ)። "እሰርዎ" ኢልዎም ኣሲሮሞ። ተኣሲሩ ከሎ ደሓር፡ ሓንቲ ጉዳይ ናብ'ቲ ኣፈ. ንጉስ ትበጽሕ። ክልተ ኤርትራውያን ተባኢሶም እዮም ዝኸዱ ዘለዉ። እቲ ከሳሲን ተኸሳሲን እንታይ ይብሉ ከም ዘለዉ. ምርዳእ ኣብዩዎ። ሸዑ ጉብረየሱስ ኣኮይ ተኣሲሩ እዩ ኔሩ። "ጸውዕዎ እስከ ነቲ ዓቢ. ሰብኣይ ነዛ ጉዳይ ክፈትሓ ዝኽእል እንተኾይኑ ክንሰምዕ" ይብሎም። ቀሪቡ ነቲ ዓንቀጻት ሓደ ብሓደ እናጠቐሰ፡ "እዚኣ ከምዚኣ እያ ጎይታይ፡ እዚኣ ድማ ብኸምዚኣ'ያ ትፍታሕ" እናበለ የረድኦም። ደሓር እዚ. ምስ ረኣየ፡ "ወይለይ፣ ነቲ ሕግታት ኣብ ሓንጎሉ ኣስፊርዎ 'ተኾይኑ ደኣ ነቲ ደብተር ምሓዝና እንታይ ትርጉም ኣለዎ። ይኺድ ግደፍዎ፡ ጉዳይ ህዝቡ ባዕሉ የማሓድር፡ ናይ መንግስቲ 'ተኾይኑ ጥራሕ ኣብ ናትና ቤትፍርዲ ይመጽእ" ኢሎሞ፡ ተመሊሱ ኸይዱ ንዓዱ።

ስለዚስ ሕጊ እንዳባ ኣዝዩ ብርቱዕ ነገር እዩ፡ ንዑኡ ከይሓዝካስ ሃገር ኩተማሓድር ኣይትኽእልን ኢኻ። ኣብ ኤርትራ ኩለን ብሄራት ሕግታት እንዳ'ባ ኣለወን። ስለዚስ እቲ ሕጊ እንዳባ ዳርጋ ኣብ ኩሉ ተዘርጊሑ እዩ። ናይ መዋእል ክሳብ ሰለስተ ሚእቲ ኣርባዕተ ሚእቲ ዕድመ ዘለዎ ሕግታት እዩ። ስለዚ. ንዕኡ ብዝግባእ እንተተወኪ.ስናዮ፡ መሰረት ዘለዎ ሕጊ ከነውጽእ ኣዝዩ ሓጋዚ. ክኸውን ዝኽእል ምኳኑ እተኣማመን'የ።

### • ምትእስሳር ሕግን ባህልን

ሕጊ ኣብ ባህሊ. ዝተምስረተ ክኸውን ኣለዎ። ንምንታይ እንተ ኢልና፡ እቲ ባህሊ. ኩሉ ህዝቢ. ዝፈልጦ ናይ ስነ-ምግባር፡ ናይ ሞራል፡ ናይ ሃይማኖት፡ ናይ እምነት መሰረት እዩ። እቲ ገበንሲ. ገበን ዝኸውን ሕጊ ስለ ዝወጸ ጥራይ ኣይኮነን። ቅድም ቀዳድም ሃይማኖት ስለ ዝኾነ እዩ፡ ቅድሚ ሕጊ ምኳኑ። ስለዚ. ብናተይ ኣረኣእያ ሕጊ ባህላዊ መሰረት እንተ ሃልይዎ፡ ነዊሕ ዕድመ ክህልዎ



ይኽእል እዩ። እንተዘይኮነ ልክዕ ከምዚ ክዳን እንተዘይማእሚእካ ኣውጽእ ኣቢልካ ትድርብዮ'ሞ ብኻልእ ትቕይሮ እዩ ዝኸውን።

- **መንእሰያት ኣብ ሕጊ እንዳ'ባ ክህልዎም ዝግባእ ተገዳስነት**

ሕጊ እንዳ'ባ ክውረስ ዘለዎ እዩ። ብዛዕብኡ ምምሃር ኣድላዪ እዩ። ንኣብነት፥ መርዓ፡ ካብ ትብጻሕኩም ጀሚርካ ክሳዕ መወዳእታ ብሕጊ እንዳ'ባ እዩ ዝካየድ። ቅሩብ ኣምር እንተዘይጸኒሑካ፡ ኣብኡ ዝግበር ነገራት፡ ዝዝረብ ቃላት ከይርደኣካ ይኽእል'ዩ። ኣብ ርእሲኡ ኸኣ ሕጂ መንእሰይ ኣሎኻ፡ ጽባሕ ኣቦ ክትከውን ስለዘኾንካ፡ ብምንታይ መሰረት'ዩም እዚ ኹሉ ስርዓት ዝካይዱ ዘለዉ፤ እንታይ ይብሉ፥ እንታይ ይገብሩ፥ ኩሉ ብስርዓት ክትርድኦን ክትፈልጦን ኣሎካ። ጉዳይ ጌርካ ወይ ኣጋጢሙካ፡ ሕጊ እንዳባ ከይፈለጥካ እንተኣቲኻዮ፡ መስሓቒ ኴንካ ኢኻ ትተርፍ።

- **ተራ ሕጊ እንዳ'ባ ኣብ መስርሕ ዕርቂ**

ኣዝዩ ዓብዪ እዩ። ዝበዝሐ መስርሕ ዕርቂ ምስ ሕጊ እንዳ'ባ ተዛሚዱ ክካየድ ኣለዎ ዝብል ርእይቶ እዩ ዘሎኒ። ብርእይቶይ እንታይ ክግበር ምተኻእለ መስለካ፡ ቤትፍርዲ ክልተ ማዕጾ ትገብረሉ፣ ሓደ ማዕጾ ናይ ዕርቒ፡ እቲ ካልኣይ ድማ ናይ ፍርዲ። ኣብ ሕጊ እንዳ ባ ዝግደሱ ዓበይቲ ሰባት ዝብልዎ ኣሎ፥ "ብፍርዲ ዝተወድአ ጉዳይ ኣይድቅስን እዩ። ሓደ ይስዕር ሓደ ይስዓር፤ እቲ ዝተሳዕረ ተገልቢጡ ክስዕር ክፍትን እዩ። ሕነ ክፈዲ። 'ሕነ ዝፈደየ ዓዲ ጠፍአ'"። ብሓፈሻ እንታይ ንምባል'ዩ፡ እቲ ብዕርቂ ዝተወድአ ጉዳይ ክልቲኦም ሰብ ጉዳይ ስለ ዝቕበልዎ ይድቅስ እዩ።

- **ርእይቶኻ ኣብ ኮማዊ ኣብያተ ፍርዲ**

ብሕልፈ ኣብ ጉዳይ ዕርቂ፡ ቀንዲ መሳርሒኦን ሕጊ እንዳ'ባ እንተዝኸውን ምሓሸ። ይጥቀማሉ እንድየን፡ ግዳ ምሉእ ብምሉእ ኣይኮነን። ምኽንያቱ፥ እቲ ብልባዊ ዕርቂ ዝፍታሕ'ዩ እቲ ናይ ብሓቂ ዕርቂ። እዚ ኸኣ ኣብ ሕጊ እንዳ'ባ ኢኻ ትረኽቦ። እንዳባ ኣተዓራቒ ፍርዲ እንተሂቦምኻ፡ "ኮዒትካ ቅበሮ" እዮም ዝብሉኻ። ንድሕሪት ምምላስ የለን። ዕርቅን ምቕባርን ጎኒ ጎኒ እዩ ዝኸይድ። ብዕርቂ ክፍታሕ ዘይክእል ወይ ዝፈሸለ ጉዳይ ምኳኑ ዝተረጋገጸ ጥራሕ ናብ ፍርዲ እንተቐሪቡ፡ ነተን ኣብያተ ፍርዲ፡ ብዙሕ ስራሕ'ዩ ዘቃልለለን። ክገርመካ ኣመሪካ'ውን ናብኡ'ዮም ዝምለሱ ዘለዉ። ብመገዲ ሚኒስትሪ ፍትሒ፡ ናይ ምሉእ ኤርትራ መጽናዕቲ እናኣካየድና እቲ ምሳይ ኮይኑ ነታ ምርምር ዘካይድ ዝነበረ ሂዩ ዝበሃል ጸሊም ፈረንሳይ ምሳይ ነታ ምርምር ከካይድ ካብ ኣሜሪካ እዩ መጺኡ ነይሩ። ንሱ ስርሑ alternative dispute resolution ይበሃል። ከምዚ ናትና ናይ ዕርቂ ኣሰራርሓ ኣብቲ ናይ ቢዝነስ ዓለም ኣሜሪካ ከተኣታትዉ ይፍትኑ ኣለዉ። ኣውፈርቲ (businessmen) ተባኢሶም ቤትፍርዲ 'ተኸይዶም ኣብ ዋጢጥ እዮም ግዜኦም ዘጥፍኡ። ብሰላም ብዕርቂ 'ተወዲኦሞ ግና ናብ ስርሖም ክምለሱ እዮም ማለት እዩ። እቲ ውጽኢት ስርሑ እዚ እዩ ኔሩ፣ እታ መጽናዕቱ ኣብዚ መጺኡ ምሳይ ወዲእዋ።

- **ባህሊ ካብ ዝቕይሩ ሓደ ዓውለማ እዩ። ባህልና ንኸይብረዝ እንታይ ክንገብር ኣለና?**

እቲ ዓውለማ እሞ ነቕምጦ ኣብ ቦትኡ። ናይ ገዛእ ርእስኻ ባህልን ወግዕን እንተሃልዩካ እንታይ ናብ ዓውለማ ዘቋምት ኣሎካ። ኩለን ኣብ ደረጃ ምዕባለ በጺሐን ዘለዋ ሃገራት ክትርኢ እንከሎኻ፡ ካብ ባህለንን ወግዐንን ዝተበገሰ ስርዓት'ዩ ዘለወን። ግዜ ከይነጥፍእ እምበር፡ ናይ ብዙሓት ሃገራት ኣብነት ምጠቐስኩልካ። ህዝብታት ኣውሮጳ እንተርኢኻ፡ ካብቲ ባህሎም ተበጊሶም እዮም ነቲ ሕግታት ሰሪዖሞ እምበር ኩሎም ሓደ ዓይነት ኣይኮኑን። ስለዚ እቲ ዓውለማ ዝበሃል ነገር ኣብ ሕጊ ኣቲኻ ክትሪኦ ከለኻ፡ ዓውለማ ዝበሃል የለን። ኩሎም ብብናቶም ሕጊ

እዮም ዝመሓደሩ ዘለዉ። ንሕና'ውን ብናትና ሕጊ ክንመሓደር ኣለና። ኣብ ባህልናን ወግዕናን ዝተመስረተ ፍሉይ ሕግታት ኣለና። ብእኡ እንኸይድና፡ ባህልናን ወግዕናን ክብርዘልና ዝኽእል ሓይሊ ኩቶ ክህሉ ኣይክእልን'ዩ።

### • ብዛዕባ ባህሊ ኣብ ደገ ዝዑብዩ መንእሰያት

ብሕልፊ ኣብ'ቶም ኣብ ኮም ዘይተጠርነፉ መንእሰያት፡ ክንደይ ጸገማት'ዩ ዘሎ። ገሊኡ ኣዝዩ ዘሰካሕክሕ ስለዝኾነ ክተገልጾ'ውን ዘጸግም'ዩ። ክንደይ ዘሕዝን ነገራት ኢኻ ትርኢ። ከይተረድኦም ኣብ ክንደይ ጸገማት'ዮም ዝወድቁ። ክሳብ ርእሰ ቕትለት ዝገብሩ፡ ውሉፋት ናይ ድራግ ዝኾኑ ኣለዉ። ቅድሚ ቀሩብ ግዜ ዘጋጠመ ከዕልለካ፡ ሓደ መንእሰይ ምስ'ዞም ውሉፋት ሓሺሽ (drug addict) ጸኒሑ፡ ብውሳኔ ካብኣታቶም ተፈልዩ፡ ጸርዩ፡ ሓውዩ ካብቲ ናይ ወልፊ ሕማሙ፡ ሰጥ ኢሉ ምስ ስድርኡ ክቕመጥ ጀሚሩ። ደሓር እቶም ናይ ሓሺሽ ብጾቱ ደሊዮም ረኺቦሞ። ረኺቦም ኣብ ሩባ በረድ ወሲዶም ኣጥሒሎሞ። ሕጂ እዚ ወዲ ናብ ኣዲኡ ክድውል ፈቲኑ ነይሩ፡ ኣዲኡ ግን ክትሰምዖ ኣይትኽእልን እያ። ምኽንያቱ ንሱ እንግሊዝ ጥራሕ እዩ ዝዛረብ፡ ኣዲኡ ድማ ትግርኛ ጥራይ እያ ትዛረብ። ኣዲኡ ክትረድኦ ኣይከኣለትን። ክሳብ ክንድ'ዚ እዩ ስድራ ተፈላልዩ ዘሎ።

### • መፍትሒ ሓሳብ

ኣብ ኮም ምጥርናፍ እቲ ዝዓበየ ፍታሕ'ዩ። ኣብ ኮም እንተተጠርኒፍካ ብዛዕባ ህሉው ኩነታት ዓድኻ፡ ባህሊ ዓድኻ፡ ወግዒ ዓድኻ ኢኻ ትዛረብ። መዋዕልትኻ ደቂ ዓድኻ'የም፡ ዕላልካ ብዛዕባ ዓድኻ'ዩ። ኣብ ኮማዊ ህይወት ናይ ኤርትራውያን ለጊቦም ዝስጉሙ ዘለዉ ኩሉ ሳዕ ዝድግፎምሕብረተሰብ ኣለዎም። ኣይንጸሉን እዮም። እቲ ጸገም ዝመጽእ ኣብቶም ከምኡ ዓይነት ርክባት ዘይብሎም እዩ። እቶም ኣብ መንእሰያት ህግደፍ (YPFDJ) እተወደቡ መንእሰያት ካብቶም ዘይተወደቡ ናይ ሰማይን ምድርን ፍልልይ እዩ ዘለዎም። ደቀይ ንኣብነት፡ ክልቲኣን ኣባላት YPFDJ እየን። ናይ ኩሉ ብሄራት ሳዕስዒት ኣብ መድረኽ ይወጽኦ እየን። ምስ ህዝበን ቀጻሊ ርክባት ኣለወን። ኣብ ህይወተን ተነጽሎ ዝበሃል የለን። ኣካል ናይ ሕብረተሰብ ኤርትራ ኮይነን ይቕጽላ ኣለዋ። እዚ፡ ንኹሉ ኑቲ ኣብ ደገ ዝነብር ኤርትራዊ መንእሰይ ዝምኽሮ ነገር'ዩ፡ ናይ ብሓቂ!

### • ተራ ወለዲ

ናይ ወለዲ ዝዓበየ ተራ እዩ ዘለዎ። ግና ከምቲ ቀዲመ ዝነገርኩኻ፡ ሓድሓደ ግዜ ካብ ቁጽጽር ወላዲ ወጻኢ ዝኸይድ ከኣ ኣሎ። ኣብነት፡ ከምቲ ቀዲመ ዝገለጽክዎ፡ እቶም ቋንቋ ናይቲ ዝነብርሉ ዘይክእሉ ወለዲ፡ ንደቆም ግድን ምስ ማሕበረ-ኮም ወይ ምስ YPFDJ ክራኸብዎም ኣለዎም። ኣብ'ኡ እናተመላለሱ ብእተኻለ መጠን ብዛዕባ ባህሊ፡ ልምድን ቋንቋን ዓዶም፡ ህሉው ፖለቲካዊ ኩነታት ዓዶም ክፈልጡ ክኽእሉ ኣለዎም። ኮማት ከኣ ብእኡ መንጽር ክሕይላ ኣለወን። እቲ ኣብኡ ዝነብር ዜጋ'ውን ክድግፈን ኣለዎ።

ገለ ኣዴታት፡ እዛ ሃገር ናትና ስለዘይኮነት፡ ኣብ ገዛ ምስ ኣተኹም፡ ብዘይካ ብቛንቛኹም ብኻልእ ክትዛረቡ ክሰምዕ ኣይደልን እየ ኢለን፡ ብቛንቋ ዓዶም ክዛረቡ ዘገድዳ ኣለዋ። ጽቡቕ'ዩ። ሓንቲ ኣብ ኣመሪካ ተወሊዳ ኣብኡ ዝዓበየት መንእሰይ፡ ምሳይ ናብ'ዚ መጺኣ ከም ተሓጋጋዚት ምርምር (research assistant) ኮይና ዝሰርሐት ኣላ፡ ክገርመካ ጽፉፍ ትግርኛ እያ ትዛረብ። ሳላ ወለዳ ኮይኑ ይሰመዓኒ። ስለዝስ ወለዲ ዝዓበየ ተራ እዩ ዘለዎም። ዋላ እቲ ኣቐዲምና ዘልዓልናዮ መንእሰይ ብሰንኪ ቋንቋ ኣዲኡ ዘይምኽኣሉ'ዩ ጠፊኡ፤ ደዊሉ ነዲኡ "ክቕትሉኒ ይፍትኑ 'ለዉ" ኢሉ ክነግራ ኣይከኣለን። ሳዕቤኑ ኸኣ ርኢናዮ ኢና።

### • ጉዕዞ ፍቕራዊ ህይወትካ

ኣነ ኑቲ ናይ ንእስነት ዕድመይ ኩሉ ኣብ ደገ እየ ኣሕሊፈዮ። ኣጋጣሚ ኾይኑ ኩሉ ኸኣ ቡቲ ኣብ ደገ ዘሎ ስርዓት እየ ከይደ። ብናትካ ስርዓት ክትቕጽል ክቡድ ይብል'ዩ ኣብ ደገ። እታ ቐዳመይቲ በዓልቲ ቤተይ ኤልሳ ትበሃል። ጸላም ሓንፈጽ ናይ ፊሊፒን እያ። ካብ ልክዕ ዝሓለፈት ጽብቕቲ እያ ኔራ። ናብዚ ምስ መጸት፡ ተላሊና ሐዚያ ከይደ ንጂማ ኢትዮጵያ። ኣብ ኢትዮጵያ ተመርዒና። ንገለ 10 ዓመት ዝኸውን ጽቡቕ ፍቕራዊ ህይወት ኣሕሊፍና፡ ተፈላሊና።

### • ውላድ'ከ?

ኣይወለድናን።

### • ንቕጽል ሕራይ

ካልኣይቲ በዓልቲ ቤተይ ሳራ እተባህለት ኦሮሞ እያ ኔራ። ናታ ኸኣ ዘገርም ነገር እዩ፤ ኣብ ዓዲ እንግሊዝ ክትመሃር ወለዳ ሰዲዶማ፤ ኣብኡ እናተማህረት ከላ መጽሓፈይ ትወጽእ። እቶም መምህራነይ ይረኽብዋ'ሞ፡ ነታ "ገዳ" ትብል መጽሓፈይ ይህብዋ፡ ተንብባ። "እዚ ነዛ መጽሓፍ ዝጸሓፈ ሰብ ኣበይ እዩ ዝርከብ?" ኢላ ኣናድያ ረኺባትኒ። ተላሊና፡ ተፋቲና፡ ተመርዒና፡ ምስኣ'ውን ብተመሳሳሊ ንገለ 10 ዓመት ዝኸውን ጥዑም ፍቕራዊ ህይወት ኣስተማቒርና።

- **ውላድ?**

ኣይገበርናን።

- **ሕራይ**

ድሕሪኡ ዓደይ ተመሊሱ። ኣብዚ ንሳልሳይ ግዜ ጉዖይ ንእተባህለት ተመርዕየ። ክልተ ወሊድና። ክልቲኦን ደቅና ኣብ ኤርትራ'የን ተወሊደን። ባህሊ ዓደንን መንነተንን ፈሊጠን'የን ንኣመሪካ ከይደን።

- **ኣስማተን**

ሳራን ኤልሳን

- **መንበሪኹም ኣበይ እዩ ዘሎ ሕጂ?**

ፊላደልፊያ ኣሜሪካ። ኩላትና ብሓባር ኢና ንቕመጥ።

- **ኣብ ህይወትካ ከም ፍሉይ ዓወት ጌርካ ትገልጾ?**

ቀዳማይ፡ ፈለማ ሜዳ ዝኣተኹሉ ግዜ'ዩ። ንሳ ፍልይቲ ዓወት እያ ንዓይ። ከመይ፡ ካብ ህዝበይ ተነጺለ 20 ዓመት ጸኒሐ፣ ኣብ ማእከል ተጋደልቲ ክሕወስ፡ ኩሉ መስተንክር ስርሖምን ሂወቶምን ርእየ፡ ኣገልግሎት ክህቦም ምፍታነይ፡ ካልእ ሓድሽ ህይወት እዩ ኔሩ ንዓይ። ካልኣይ፡ ብዛዕባ ኦሮሞ ዝጸሓፍክዎ መጽናዕታዊ መጽሓፍ፡ ኣብ ህዝቢ ኦሮሞ ዓቢ ዓቢ ጽልዋ ክገብር ብምርኣየይ እውን መዳርግቲ ዘይርከቦ ዓወት እዩ ንዓይ።

- **ኣብ ሂወት ከም ኣንጻር ናይ ዓወት ትገልጾኸ?**

ወለደይ ካብ ህዝቦም ተፈልዮም ናብ ኢትዮጵያ ምኻዶም የጉህየኒ ነይሩ። ኣደይ ቅድሚ ኩናት ምጅማሩ ኣብ ልዕሊ ኤርትራውያን ሕማቕ ነገር ክትዕዘብ ስለዝጀመረት፡ ቅድሚ ምስጓጓ እያ ባዕላ ተቐላጢፋ ጠቕሊላ ናብ ኤርትራ ኣትያ።

- **ኣብ ህይወትካ እወታዊ ጽልዋ ዝገበረት መጽሓፍ**

ሓንቲ ካብ ብዙሓት፡ “The Hidden Dimension” እትብል መጽሓፍ እያ። እታ መጽሓፍ ናይ ፕሮክሲሚክስ (proxemics) እያ። “ፕሮክሲሚክስ” ሓደ ፍሉይ ጨንፈር ናይ ኣንትሮፖሎጂ እዩ። ወዲ ሰብ ብቛንቋ ጥራይ ዘይኮነ፡ ዓይኒ ንዓይኒ ብምርኣኣይ፡ ብኣካላዊ ምንቅስቓስን ካልእን እውን ክንደይ መልእኽቲ ከመሓላልፍ ዝኽእል ምኻኑ'ያ ትነግር። ብሰንኪ ነዚ ዘይምፍላጥ፡ ኣብ ማሕበራዊ ይኹን ዲፕሎማስያዊ መዳይ ብዙሕ ጸገማት ክፍጠር ይስትውዓል'ዩ። ኣነ ነዚኣ ከም ሓንቲ ዓባይ ነጥቢ ወሲደ፡ ኣብ ስርሐይ ምስ ህዝቢ ክራኸብ ከለኹ፡ ምርምር ክኻይድ ከለኹ፡ ቃሎም ጥራይ ኣይኮንኩን ዝሰምዕ፡ ኣካላቶም ከ እንታይ ይብለኒ ኣሎ ኢለ ይዕዘብ እየ።

ሓደ መዓልቲ ዝኾንክዎ ከዕልለካ፣ ኣብ ነፋሪት ደይበ፡ ናብ ሓጅ ዝኸዱ ኣመንቲ ምስልምና ሰብኣይን ሰበይትን ኣብኡ ኔሮም። ካብ ካርቱም ኢና ነቒልና። ኣነን ንሳን ኣብ ጫፍ ንሱ ኣብ ሞንጎና እዩ ኔሩ። እቲ መመጠን ናይ ኣየር ብወገን ናታ ስለዝነበረ፡ ኩተኻኽሎ ፈቲነ። ሰብኣይ፥ “ከመይ ኣልካ ኢኻ ኢድካ ብልዕሊ ሰበይተይ ዊጥ ተብል” ኢሉ ክጽለል!። “እሞ ናይ ሰለስቴና እኳ እዩ እዚ” ኢለ ከረድኦ ፈቲነ። ፍጹም ክርደኣኒ ኣይከለን። ሓውን ሓሰርን ኣትዩና፡ ታዕ ታዕ ኮይኑ። ደሓር ብድሕረይ ሓደ ሱዳናዊ ኦፊሰር ነይሩ። “ንዓ ኣብዚኣ ኮፍ በል” ኢሉ ኣብ ናቱ መንበር ኮፍ ኣቢሉኒ። ንዕኡ ድማ ኮፍ ኣቢሉ ኣረዲእዎ። ሕጂ እንታይ ንምባል እየ፣ ዓረብ እንታይ ኣለዎም፡ ኣብዚኣ ጠጠው ኢለ እንተድኣ ኣለኹ፡ ሓደ ሜትሮ ዝኸውን ቦታ ናቶም እዩ። ኣብኣ ኣይትኣቱን ኢኻ። ተኣቲኻ መሬትና ጥሒስካ ዝብል ስምዒት ኣለዎም። ብቓል ክዛረብዎ ኣይክእሉን እዮም ግና ብውሽጢ ይሰምዖም እዩ። ሕጂ እዚኣ እንተዳኣ ዘይትፈልጥ ኬንካ ጸገም'ዩ። ፕሮክሲሚክስ (proxemics) እዩ እዚ። ናይ ቛንቛ ዘይኮነስ ናይ ኣካላት ምውስዋስን ክትትኮና ዘሎካ ርሕቀትን እዩ። 'ተዘይተረዲእካዮም ኣብ ክንደይ ትዓብ ክትኣቱ ትኽእል ኢኻ።

- **ነዛ መጽሓፍ ብኸመይ ክንረኽባ ንኽእል?**

ሕጂ ደኣ ምስ'ዚ ዘሎ ተክኖሎጂ እንታይ ጸገም ከይህሉ ኢኻ። “The hidden dimension” ኢልካ ኢንተርነት ኣቲኻ ብቐሊሉ ክትረኽባ ትኽእል ኢኻ።

- **ትፈትዎ ባህርዩ**

ኣነ ናይ ኦሮሞ ባህርዩ እዩ ባህ ዝብለኒ። ቅንዕና ኣለዎም። ሽፈጥ፡ ሓሶት፡ ምውቓዕ ኣይፈትዉን እዮም። “ከጂባ” ዝብል ቃል ኣለዎም፡ ከጂባ ናይ መወዳእታ ጸርፊ እዩ ብኣታቶም። ኣነ ኸኣ ትኽ ኢሉ ዘይዛረብ ሰብ ኣይፈትዎን እየ። ቅንዕና እየ ዝፈቱ።

- **ባህርዩ ክዕረ ይኽእል'ዶ መሰለካ?**

ዓሚቝ እዩ፡ ኣዝዩ ሱር ኣለዎ። ካብ ቁልዕነት፡ ንእስነት ኢልካ ጀሚርካ ክሳብ ትዓቢ ተማዕብሎ ነገር ስለ ዝኾነ ክብድ ይብል'ዩ። ኣተዓባብያ እውን ወሳኒ እዩ። ምናልባት ኣብ ካልእ ህዝቢ ኣቲኻ፡ ካብቲ ናትካ ባህርዩ ፍሉይ ዝኾነ ባህርዩ ኣብ ዝንጸባረቐሉ ኣቲኻ ብሓቂ እንተዳኣ ኣርዒምካዮ፣



ምናልባት ክቐየር ይኽእል ይኸውን'ዩ። ግን ኣነ ብናተይ ኣረኣእያ ባህሪ ናይ ሰብ መሰረት ኣለዎ። ኣዝዩ ከቢድ መሰረት ኣለዎ። ሕጂ ንዑኡ ተረዲእካ ብኡ ክትምራሕ ድሉው እንተዳኣ ኴንካ ጽቡቕ ሰላም ኣለካ። ምስኡ 'ተዘይተሰማሚዕካ ግና ናይ ተነጽሎ ጸገም ከጋጥመካ'ዩ።

**• ንነዊሕ እዋን ፈቲኻዮ ዘተዓዓዘካ ሰብ**

ኣብርሃም ደሞዝ ዓርከይ እዩ ኔሩ ... ናይ ነዊሕ ግዜ። ትኽ ትንፋስ ኣዕሩኽ ኢና ኔርና። ደሓር ግና ብምኽንያት ሃገራዊ ስምዒት ኣብ ምፍልላይ በጺሕና። ናይ linguastics ፕሮፌሰር እዩ። ኣብ ሎስ ኣንጀለስ ብሓንሳብ ሰሪሕና ኔርና። ደሓር ከምዚ ዝበልኩኻ ምስ ህዝባዊ ግንባር ጥቡቕ ርክብ ምስ ጀመርኩ ተፈላሊና። ኣይተበኣስናን፡ ግዳ ተረሓሒቕና።

**• ትፈትዎ መግቢ - ካብ ቀደም?**

ዝዓበኹሉ ስለዝኾነ፡ ናይ ጣልያን መግቢ እፈትዎ'የ። ፓስታ፡ ላዛኛ ኩሉ እፈትዎ'የ። ንበሽኮቲታት ጥልያን ድማ ብፍሉይ ዓይነት እፈትዎ።

**• ካብ መስተኸ?**

ቪኖ ናይ ጥልያን። ንመዓልቲ ሓንቲ ኩባያ ቀይሕ ቪኖ እሰቲ'የ። ሓካይም'ውን ይፈቕድዋ'ዮም እዚኣ። ገለ ሓካይም፡ ሓንቲ ብኬሪ ቪኖ ምስታይ ንልቢ መድሃኒት ምዃና ክገልጽዋ ሰሚዐ'ለኹ። ብወገነይ ቪኖ ኣይፈልን እየ፤ ግና ሓንቲ ኩባያ እየ ዝሰቲ። ካብኣ ንላዕሊ ካልእ ስራሕ ኣለዋ።

**• ኣብ ህይወትካ ብፍሉይ እተድንቖ ሰብ**

ካብ ምሁራት Edward Hill እዩ፡ እቲ ነታ "The Hidden Dimension" ትብል መጽሓፍ ዝጸሓፈ። ኣገዳስነት ናይታ መጽሓፍ ቀዲምና ተዘራሪብናሉ ኢና።

**• ካልኣይከ?**

ፈረንሳዊ ተመራማሪ እዩ፡ ክሎድ ለቪ ስትሮስ ይበሃል። ንሱ "ነፍሲ ወከፍ ህዝቢ ናይ ገዛእ ርእሱ ዓለም ኣለዎ። ክትርድኦ ትኽእል ከኣ ብምዝርራብ ኣይኮነን። ኣብ ውሽጡ ጠሊቕካ ብምእታው'ዩ። ኣብቶም ህዝብታት ምሉእ ብምሉእ ኣብቲ ናቶም ኣካል ኣቲኻ፡ ተወሃሂድካ ምስኦም ክትነብር ክትፍትን ኣለካ እዩ እቲ መልእኽቱ፤ "total immerge" እዩ ዝበሎ ንሱ። ብሞያ ኣንትሮፖሎጂስት ኮይኑ፡ ብዛዕባ ሓያለ ብሄራት ምርምር ዘካየደ እዩ። ንሱ ኣብ መወዳእታ፡ ከምቲ ገዛእቲ (co-lonolist) ዝበልዎ ዘይኮነ፡ ዝኾነ ብሄር ርእሱ ዝኸኣለ ናይ ገዛእ ርእሱ (self-contained) ስርዓትን ወግዕን ኣለዎ፤ ሓደ ካብቲ ሓደ ዝንዕቀሉ የለን እዩ ዝበል። እቲ ንሱ ብዛዕባ ካልኦት ብሄራት ምርምር ኣካይዱ ዝጽሕፎ ኣዝዩ መሳጥን ኣደናቕን እዩ። ምኽንያቱ፡ ኮቶም ህዝቢ ከም ሓና ኮይኑ ዘይኮነ፡ ኣብ ውሽጦም ኣትዩ ንያኦም መሲሉ እዩ ዝነብር። ከምኡ እንተጌርካ ጥራይ ኢኻ ከኣ ክትርድኦ ትኽእል ንሓደ ህዝቢ ወይ ብሄር።

ኣነ ናብ ቦረና ምስ ከድኩ'ውን፡ ከምኡ ክገብር እየ ፈቲነ። ኣብ ውሽጦም ኣትየ ልክዕ ከምታ ናቶም ናብራ ክነብር፡ ብታ ናቶም ኣተሓሳስባ ክምራሕ እየ ፈቲነ።

**• ክትትኮኖ እናበሃግካ ዛጊት ዘይሰለጠካ ነገር**

ሕክምና ክመሃር ፈቲነ ነይረ ኣብ ዩጋንዳ ከለኹ። እቲ ቤት ትምህርቲ ዓቢ ሆስፒታል ኣለዎ። ሕጂ ኣብኡ ኮይ ትምህርቲ ኣዝዩ ብሂጊዮ ነይረ። ክጀማምሮ ኢለ ኣብ ውሽጡ ምስ ኣተኹ ግና ክቕፍፈኒ ጀሚሩ። ንምንታይ፡ ዓስከሬን የምጹኡልና ኔሮም መብጣሕቲ ክንለማመድ። ኢድ ተደለኻ ኢድ ቈሪጾም የምጹኡልካ፡ ርእሲ ተደለኻ ርእሲ ቈሪጾም የምጽኡልካ፡ ኣብ ከምዚ ደረጃ ምስ በጻሕኩ እቲ ኣብ ሕክምና ዝነበረኒ ስምዒት ምሉእ ብምሉእ ተገልቢጡ። ገዲፈዮ ናብ ካልእ ትምህርቲ ኣትየ።

**• ንመንእሰይ ዝኸውን ገለ ምኽርታት ክትህበና ፕሮፌሰር። ብጉዳይ መርዓን ሓዳርን ክንጅምር**

ሓደ ዝዓበየ ዕንቅፋት እንታይ ኣሎ፡ ወዲ ምስ ጓል ፍቕሪ ክጅምር ከሎ፡ ዝበዝሐ ግዜ ብመልክዕ እዩ

ዝሰሓቡ። እቲ መልክዕ ግን ነባሪ ኣይኮነን፡ ብዙሕ ቁምነገር የብሉን። ምኽንያቱ ኩተዕልል ክትጅምር ከለኻ፡ ሸዑ እዩ እቲ ባህርያት ናይ'ቲ ሰብ ክፍለጥ ዝጅምር። ኣብኡ ክህበካ፡ ናይ ቦረና፡ መርዓ ክሓስቡ ከለዉ፡ ክሳብ ክልተ ዓመት ዝወስድ ናይ ምፍላጥን ምግምጋምን ግዜ ይወስዱ። እቲ ወዲ ነታ ጓል ክደልያ ከሎ፡ መጀመርታ እታ ጓል ክትግምግሞ ብዙሕ ዕድል ይወሃባ። ናብ ገዛ ቡን ሒዙ ይመጽእ፡ ንኣሸቱ ህያባት ሒዙ፡ ቡን የፍልሕሉ፡ የዕልሉ፡ ንሱ ድማ ህያብ ይህቦም። እታ ህያብ ንእሸቶ ትኹን ዓባይ ይቕበልዋ እዮም። እዚ ኹሉ ክገብር ከሎ፡ ይለምዶምን ይለምድዎን ኮታስ ይለማመዱ። ምስ ሰድራኣ ምስተለማመደ'ዩ ናብታ ጓል ዝሰግር። ድሕሪኡ ምስ'ታ ጓል ይላለ። ንብይናም ኮይናም ኮፍ ክብሉ፡ ከዕልሉ፡ ክጻወቱ ይፍቀደሎም። እዚ ሕጂ ነታ ጓል ጸቡቕ ገይራ ክትርእየ፡ ክትመዝኖ፡ ክትርድኦ፡ ኩለንትናኡ ክትፈልጦ የኽእላ'ዩ። ንሱ'ውን ብተመሳሳሊ። እቲ ሌላ ናይ ሓጺር ግዜ እንተኾይኑ ግና፡ ወዲ ንኽምስል ተኸዲንዎ ዘይፈልጥዎ ዋላ ካብ ብጻዩ ተለቂሑ ማሕ ማሕ ኢሉ ምስ መጺካ ክትደናገር ትኽእል ኢኻ። ስለዚ እቲ ናይ ሌላ ግዜ ቅሩብ ንውሕ እንተበለ፡ ኣይጽላእን'ዩ ዝብል ርእይቶ እዩ ዘለኒ።

- **ሕጂ ንውሓት ናይ ሌላ ግዜ ክንደይ ይኹን ኢኻ ትብለና ዘለኻ?**

- ክልተ ዓመት ናይ ምልላይን ናይ ምግምጋምን ዕድል ክህሉ ኣለዎ እየ ዝብል። (ሰሓቕ)

- **መርዓ ዝኣክል ፕዙብን ንዋትን ምስ ሓገዙ'ዩ ግርም ዝብሉ ኣለዉ። ገለ ድማ "ኣይፋሉን" መርዓት ምስ ዕድላ'ያ ትመጽእ፡ ዝሓገዞ ሒዝካ ምምርዓው ይሓይሽ ዝብሉ ኣለዉ። ምስ ኣየናት ወገን ኢኻ?**

ሕጂ ኣብ'ቲ ዘመናዊ መርዓ ክንመጽእ ኢና። ዘመናዊ መርዓ ናይ ማዕርነት መርዓ እዩ። ብዕድሜ፡ ብትምህርቲ ይኹን ብእትዋት ኣብ ተመሳሳሊ ደረጃ ኴንካ ትገብሮ ነገር'ዩ። ኣብ'ዚ ዘመናዊ መርዓ ኩሉ ነገር ተሓጋጊዝካ ኢኻ ትገብሮ። እቲ ሓደ ክመሃር ከሎ፡ እቲ ሓደ ይሰርሕ። እቲ ሓደ ክወፍር ከሎ፡ እቲ ሓደ ጉዳይ ገዛን ቈልዓን ይዓምም፡ ከምኡ እናበሉ ዝናበሩ ኣለዉ። ኣብቲ ባህላዊ እንተመጺእካ ግን ንብረት ክትድልብ ኣለካ፡ ክትድልድል፡ ምጽእ ምስ በለት ክትሕብሕባ፡ ክትሰልማ ... ክንደይ ክንደይ ጣጣ ኣሎ። እዚ ኹሉ ኸኣ ነቲ ናይ ምልላይ ዕድል ይዕንቅፎ እዩ። ስለዚ በየናይ ዓለም ኢና ንሓስብ ዘለና ክንብል ክንክእል ኣለና። ኣብቲ ናይ ማዕርነት ኣገባብ፡ ንኽትላለ ንውሕ ዝበለ ግዜ የድሊ እዩ። ኣብ'ቲ ባህላዊ ግን እቶም ወለዲ እዮም ዝላለዩ። ንሳቶም ተኣማሚኖም ደቆም የዋስቡ።

ኣብዚ ኸኣ ክንደይ ተዓብ እዩ ዘጋጥም። ዘይተጸበኻዮ ነገር ይመጽእ፣ ገለ'ውን ከይረኣይዋ ዝምርዓዉ ነይሮም'ዮም፡ ሕጂ ኣሎ ድዩ ከምኡ የለን እንድዒ። ስለዚ ኣነ ግድን ኣቐዲምካ ናይ ምልላይን ሓድሕዳዊ ባህርያትካ ናይ ምፍላጥን ዕድል ክህሉ ኣለዎ እየ ዝብል። እዚ ንዕዉት መርዓ እቲ ዝዓበየ ቅድመ ኩነት (Precondition for good marriage) ዝብሎ እዩ።

- **ምትእስሳር ፍቕርን ባህሪያዊ ስምዒትን**

ስምዒት ኣገዳሲ እዩ። ግና ስምዒት ክንብል ከለና ካብቲ ኣካላዊ ስሕበት (Physical attraction) ክንፈልዮ ክንክእል ኣሎና። እቲ ኣካላዊ ስሕበት ብላዒ ግዳማዊ (Superficial) ነገር እዩ፡ ሎሚ ኣሎ፡ ጽባሕ ምስ ጠንሰት ቅርጻ ተቐይሩ ክጸንሕ ይኽእል'ዩ። ነባሪ ኣይኮነን። እቲ ፍቕሪ ኣብቲ ኣተሓሳስባ፡ ኣብቲ ስምዒት፡ ኣብቲ ክብርታት ናታን ናትካን እንታይ ከም ዝኾነ ብዕምቈት ክትረዳዳእ ክትክእል ኣለካ። እንተዘይኮይኑ፡ ናብ ናይ ሓሶት ዝምድና (Pretend Relationship) ኢኻ ትኣቱ።  ብናይ ሓሶት ዝምድና ዝተመረዓዉ መጻምድቲ ኣብ ዝተፈላለየ ኩነታት ክትሪኦም ኣለካ፡ ንኣብነት፥ ክበኣሱ ከለዉ። ብዙሕ ጉድ እዩ ዝወጽእ። ከምዚኸ ኣሎ ድዩ ኩብለካ ይኽእል'ዩ! ስለዚ ኣብ ውሽጢ ክልተ ዓመት ብዙሕ ዝኽወል ክህሉ ስለዘይክእል፡ ክንደይ ክትርኢ ኢኻ።

- **መንእሰያት ኣብ ትምህርቲ ዕዉታት ክኾኑን**

ንትምህርቲ ብፍቕሪ፡ ብዕምቈት ክትመሃሮ ክትክእል ኣለካ። ብዝዕባ ኣብ ፈተና ከመይ ትዕወት ጥራሕ እናሓሰብካ ትመሃር እንተኼንካ፡ ገዝእ ርእስኻ ተደናግር ኣሎኻ። ኣብኡ ገለ ተመሃሮ ብምሽምዳድ ጥራሕ ወይ'ውን ናይ ዝሓለፈ ፈተናታት ደጋጊሞም ብምልምማድ ጥራሕ ኣብ መርመራ ብቑዕ ውጽኢት ከምጽኡ ይኽእሉ'ዮም። እዚኦም ንግዚኡ መሳሪሒት እምበር ንሓዋሩ ኣይትጠቅምን እያ። እንታይ ንምባል እየ ነቲ ትምህርቲ፡ ነቲ ፍልጠትሲ ብዓይኒ ረብሓ ዘይኮነስ ብዕምቈት ክትርእዮን ክትርድኦን ኣለካ።

ንኣብነት ኣቦይ ባይሩ ዝበሃሉ መምህረይ፡ ኣቡኡ ንትድላ ባይሩ፡ በሊሕ ሰብኣይ እዮም። ዓቢ ሓወይ ገብረክርስቶስ ኣብ ሹቕ እዩ ዓብዩ። ዕሉል ወዲ ሹቕ እዩ። ኣነ ኸኣ ገዛ ከሲኻ እየ ኔረ። ኣነ ህልይ ዝበልኩ እየ ብኣረኣእያ ናቶም። መምህርና ንሶም ስለ ዝፈልጡ ንሓደ ዓመት ኣብ ወጥሪ ኢና ኣቲና። ደሓር ገብረክርስቶስ ሓወይ ነታ ደብተሮም ረኺብዋ፣ ሕቶን መልሲን

ዘለዋ’ያ። ኩላ ድማ ቀዲሕዋ። ሽዑ ፈተና ክንገብር ከለና ንሕና 5 ወይ 6 ክንወስድ ከለና ንሱ 10 ካብ 10 ይረኽብ። ደሓር ኣቦይ ባይሩ ነዚኣ ተዓዚቦማ። ገለስ ኣላታ ኢሎም ነታ ደብተር ዓጺዮማ። ኣብኣ ዘየለ ሕቶ ሓቲቶምና። ሽዑ ጉብረክርስቶስ 0 ረኺቡ፣ ንሕና ከኣ እተን ናይ ቀደምና። (ሰሓቕ) ሽዑ ኣቦይ ባይሩ እንግሊዝ፣ ጣልያን ትግርኛ ሓዋዊሶም እዮም ዝዛረቡ ነይሮም። “ላ ፎርበሪያ ላ ሲንቸሪታ ቲ ፋራጎይታ” ኢሎምና። ትርጉማ፡ “ቅንዕና ንሓዋሩ እያ፣ ጉርሒ ግን ንሕጂ እያ እምበር ኣይትኾነካን እያ” ማለቶም እዩ።

እንታይ ንምባል እየ ኑቲ ትምህርቲ ከምዚ ምቁርቛሱ ከምዚ ቴክኒክ እሞ ደጋጊምካ ክትመሃሮ ትኽእል ነገር ጌሮም ዘወስድዎ ሰባት ኣለዉ። እዚኦም ክሳብ እታ ፈተና እያ ተብጽሖም እምበር ካብኣ ንንዮ ኣይተሰግሮምን እያ። እታ ፈተና ምስ ሓለፍዋ እሞ ተዓዊቶም ጽቡቕ ውጽኢት ምስ ኣምጽኡ፣ ካብኣ ንንዮ ዘላ ትምህርቲ ከምኣ ጌርካ ክትመሃራ ኣይትኽእልን ኢኻ። እንታይ ደኣ ዕምቈት ክህልወካ ኣለዎ እዩ እቲ እተሓሳስበኻ። ኑቲ ፍልጠት ብዕምቆት ክትቈጻጸሮ ክትፍትን ኣለካ እምበር ብጉርሒ ኣይኮነን። እታ “ፎርበሪያ” ተጋጊ እያ (ሰሓቕ)! ስለዚ ናይ ትምህርቲ ኣምር ተለካ ኩሉሳዕ እናዓሞቐ እናዓሞቐ ክኸይድ ኣለዎ ኣብኡ እዩ ኸኣ እቲ ቑምነገር ዘሎ። ንኣብነት ሸምዳዳ ኣሎ’ዩ፣ ኑቲ “facts” ጥራይ ተጸንዩ እሞ፣ ተረረ ኣቢልካ ተወጺእካዮ ፍልጠት ይመስለካ። ግን ፍልጠት ኣይኮነን እዚ። ኣተሓሳስባኻ፣ እቲ ፍልጠት ዕምቈት ዘለዎ ክኸውን ኣለዎ ዝብል እንኾይኑ ግና ብኹሉ መዳያት ክትርድኦ ትፍትን፣ ጠሊቕካ ከኣ እቲ ውሽጢ ጉዳዩ እንታይ ይመስል ክትርዳእ ትፍትን። ብእኡ ኢኻ ክትዕወት ትኽእል።

## • ምሁራት ዜጋታት ፍልጡቶም ናብ መንእሰያት ኣብ ምስጋር ከመይ ኣለዉ ትብል? እንታይ ከ ትምዕድ?

ኣብዚ ጸገም ኣለና ብሓቂ። ብዙሓት ካብቶም ምሁራት ዜጋታት ዝበዝሐ ግዜ ፈሊሶም ኣብ ካልእ ሃገር እዮም ዘለዉ። ኣብዚ ዘለዉ ከኣ ኣብ ከቢድ ስራሓት ተሸሚሞም እዮም ዘለዉ። ኣብዚ ሕጂ ጽሑፍ ዓቢ ተራ ኣለዎ። እቲ መንእሰይ ወይ እቲ ተመሃራይ ጽሑፍ ናይ ምንባብ ባህሊ ክህልዎ ክኽእል ኣለዎ። ፍቕሪ ናይ ምንባብ፣ ፍቕሪ ናይ መጽሓፍ እንተሃልዩካ፣ ንኹሉ ብቐሊሉ ክትበጽሖ ትኽእል ኢኻ። ማለተይ ጽሑፍ ኩተንብብ ከለኻ ንስኻን እቲ ጽሑፍን እምበር እቲ ደራሲ ምሳኻ የለን። ስለዚ ኣብኡ እናጠለቕካ ኑቲ ትምህርትኻ ኩትዕምቖ ትኽእል ኢኻ። እዚ ኹሉ ኣብ ሃገራት ምዕራብ ዘሎ መንእሰይ፣ እቲ ዝበዝሐ ፍልጠት ካብ ምንባብ’ን ሓርኮትኮትን ተበላሓትነትን እዩ ዝረኽቦ ዘሎ።

## • ብሓፈሻ መንእሰይ ከመይ ክኸውን ኣለዎ ትብል?

ሓልዮት ካብ ረብሓ ዝፈሊ ክኸውን ኣለዎ። ኣብቲ ናይ ረብሓ ዓለም እንተደኣ ተሸሚምካ፣ ብዙሕ ቁምነገር ክትገብር ኣይትኽእልን ኢኻ፣ ብዘይካ ሃብቲ ምድላብ። መነባብሮኻ ኣብ ኩተማ ጥራሕ እንተኾይኑ፣ እንተላይ ናይ ገጠር ተሞኩሮ ህይወት ክህልወካ እውን ጠቓሚ’ዩ። ንኣብነት፣ እታ ኣነ ኣብ ገረሚ ዘሕለፍክዋ ሓንቲ ዓመት ኣብ ህይወተይ ዓብዪ ጽልዋ እዩ ዘለዋ። ኣዝየ ዝሓሸኩ ነይረ፣ ካብቶም ገጠር ርእዮም ዘይፈልጡ ደቂ ኩተማ። እቲ ኣብ ገጠር ዘሎ ነኣሽቱ ዘይምሹው ነገራት (Discomforts) ክትሰግሮ እንተዘይክኢልካ ምሉእ ሰብ ኣይኮንካን።

## • ብዛዕባ ሃገራዊ ኣገልግሎት

ምስዛ ኣቐዲምካ ዝሓተትካኒ ትመሳሰል እያ። ሃገራዊ ኣገልግሎት ካብ ገዛኻ ኣውጺኡ ኩሉ ነገር ከም ትርኢ ስለዝገብር ኣገዳሲ እዩ። ይዝከረኒ ኣብ 1994፣ ሃገራዊ ኣገልግሎት ክጅመር ከሎ፣ ኣነ ጸንቢለዮ እየ - ናይ ብሓቂ። ኣብ ኣስመራ ኩሉ ህዝቢ ሆ እናበለ ከፋንዎም ከሎ፣ ምስኦም ከይደ። ኣብቲ እዋን ሽዑ ንሽዑ ዝጸሓፍክዋ ሓንቲ ጽሕፍቲ ኣብ ጋዜጣ ወጺኣ ነይራ። “ተጀሚሩ ዘሎ ክንደይ ጽቡቕ ነገር እዩ!” ኢለ ጽሒፈ። ሽዑ ናይ ስዊዘርላንድ ከም ኣብነት ብምቕራብ ማዕዳ ሂበ። ኣብ ስዊዘርላንድ፣ ምዱብ ሰራዊት “professional army” ኣሎ። ህዝባዊ ሰራዊት ድማ ዘድሊ ወተሃደራዊ ስልጠና ወሲዱ ዕጥቁ ሒዙ ንቡር ህይወቱ ከካይድ ነናብ ቦታኡ ይኸይድ። ኩናት ክውላዕ ከሎ፣ ኩሉ ይሰለፍ፣ ኩሉ ናብ ግንባር ይኸይድ። በዚ ኸኣ ስዊዘርላንድ ኣብ ክልቲኡ ኩናት ዓለም ኣይተወረትን። ምኽንያቱ ህዝቢ ስዊዘርላንድ ብምሉኡ ዕጡቕ እዩ ነይሩ። ኩሉ ህዝቢ ብረት ዓጢቑ ወትሩ ኣብ ተጠንቀቕ እዩ። ኣብ ዓመት ክልተ ግዜ ስልጠና ይወስዱ። በዚ ኣገባብ’ዚ ተደፊራ ኣይትፈልጥን እያ፣ ፍጹም ሰላም ዘለዋ ሃገር ከኣ ስዊዘርላንድ እያ። በዚ መንጽር ክርእዮ ከለኹ፣ ኣብ ሃገርና’ውን ሃገራዊ ኣገልግሎት ኣድላዩ እዩ፣ ካብኣቶም ኣብ ምዱብ ሰራዊት ዝኾኑ ኣትሪፍካ፣ እቲ ኻልእ ብናይ ህዝባዊ ሰራዊት ኣገባብ ኣተሓሕዛ ክተሓዝ ጽቡቕ እዩ። ኩነታት እናጸለዎ’ምበር፣ እቲ ናይ መንግስቲ ሓሳብ’ውን ካብዚ ዝፍለ ከም ዘይኮነ ብተደጋጋሚ ይግለጽ’ዩ።

## • ኣብ ደገ ንዘለዉ መንእሰያት እንታይ ትምዕዶም?

ኣብዚ ብሓቂ ይፈላለ እዩ። እቲ መንእሰይ ውፉይን ካብ ሕብረተሰቡ

ዘይተገጸለን እንተኾይኑ እቲ መንገዲ ቅኑዕ እዩ። በዮን ኣቢለ ኣገልግሎት ክሁብ እኽእል ዝብል ኣምር እዩ ዝህልዎ። ከምዚ ኣነ ንሜዳ ክኣቱ ከለኹ ዝኾንክዎ ማለት እዩ። ክሳብ ሽዑ ኣብ ህይወተይ ዓቢ ዕላማ ኣይነበረንን፤ እግረይ ናብ ዝመርሓኒ እየ ዝኸይድ ነይረ። ጥዑይ ህይወት ክሳብር፡ ብቑዕ እቶት ክህልወኒ እዩ ኔሩ እቲ ዕላማይ። ሜዳ እትው ምስ በልኩ ግን ኩሉ ኣተሓሳስባይ ተቐይሩ። ብኸመይ መገዲ ንተጋደልቲ ክሕግዞም እኽእል? ብኸመይ መገዲ ንሃገረይ ክጠቕም እኽእል ኣብ ዝብል መዳይ ኣትየ። ኣብ ዘዕግብ ዕላማ ኣትየ ማለት'ዩ።

ሕጂ ነቲ ኣብ ደገ ዝነብር መንእሰይ እንታይ እየ ዝብሎ፡ ቅድም ዕላማ ክህልዎ ክኽእል ኣለዎ። ዕላማ ዘለዎ ሰብ ንዕኡ፥ ንስድርኡን ንሃገሩን ዝጠቅም ነገር ክገብር እዩ ሓኹት ዝብል። እቲ ዕላማ ዘይብሉ ሰብ ግና ግዚኡ ናብ ጸወታን ናብ ውድድር መጋየጺ ንብረት ኣብ ምዕዳግን እዩ ዘሕልፎ። እቲ ሓንጎሉ ናብ ስምዒቱ ዝመርሖ ነገር ጥራይ እዩ ክኸይድ ዝኽእል። ኣሜሪካ ንኣብነት፥ ፍቕረ ንዋይ (materialism) ዝበዝሖ ውሓጢ ሃገር እዩ። መዓልቲ መዓልቲ ዝምህዘዎ ነገር ኣሎ፡ ሙብዛሕትኡ ሰብ ከኣ ሎሚ ዝተማህዘት ነገር ቦግ ኣቢሉ ክዕድጋ እዩ ዝፍትን። ሓደ መንእሰይ ዘዝተማህዘ ንዋት ኣብ ምዕዳግ ተሸሚሙ ዝውዕል እንተኾይኑ ድማ፡ እቲ ዝዓበየ ነገር'ዩ ዝሓድግ። ምስ ህዝቡ ዝምድና ዘይብሉ ኮይኑ ይተርፍ እሞ፡ ህይወቱ






ፋሕ ይብል። ስለዚ ኣብ ደገ ዘለዉ መንእሰያት፡ ምስ ህዝቦም ዝምድና ክህልዎም፡ ዕላማ ክህልዎም፡ ህይወቶም እርጉብ ክኸውን፡ ካብ ድራግን ጠላዕን ክርሕቁ እየ ዝምዕዶም።

- **ሎሚ ናብ ንእስነት እንተ ትምለስ ካብቲ ኣካይዳኻ እንታይ ምቐየርካ?**

ግዜ ንእስነተይ ብግቡእ ተጠቒመሉ ስለዝኾንኩ፥ ምንም ዝልውጦ ነገር ኣይምሃለወንን። ህይወተይ ኣዝዩ ጽቡቕ እዩ ኔሩ። መምህራነይ ምዕቡላት እዮም ነይሮም። ኣብቲ ዝለዓለ ዩኒቨርስቲ ክመሃር ዕድል ረኺበ - ዩኒቨርስቲ ሃርቫርድ። ተመሊሰ እዚ ክቕይሮ ዝብሎ ምኽንያት የብለይን። እታ ኣብ ኤርትራ ኾይነ ብዛዕባ ሕጊታት እንዳባ ምርምር ክገብር ሓሰብያ ዝነበርኩ ዘይምግባረይ፥ ኣብ ሂወተይ ዓቢ ኣሉታዊ ጽልዋ ገይራ እያ። ብሰንካ ካብ 1956 (ሃርቫርድ ዝኣተኹሉ) ክሳብ 1984 ምስ ኤርትራን ምስ'ቲ ዝግበር ዝነበረ ቃልሰን ምንም ርክብ ኣይነበረንን።

- **መጻኢ መደብካ**

ብወያኔ ተሰጒጎ እተመዛበለ ህዝቢ ህዝብን መንግስትን ደኪኖም ክሳብ ናብ ዓዲ ዘእትውዎ፡ ካብኡ ስለዘይተፈለኹ፥ ኩሉ ተሰኪዱ ኣሎ። ኣብ ሚኒስትሪ ጥዕና፡ ሚኒስትሪ ልምዓት፡ ቤትጽሕፈት ፕረዚደንትን ካልእን ዝገበርክዎ ምርምር'ውን ኣሎ። እቲ ናይ ሜዳ'ውን ኣሎ። ኩሉ ተደማሚሩስ ሓደ ዓብዪ መጽሓፍ ክኸውን እዩ። እዛ ሓዳስ ካልኣይቲ ናይ ኦሮሞ መጽሓፍ “Gada and the Future of Oromo Democracy” ብቐድሚ ትማሊ ናብ ማሕተም ኣትያ ስለዝኾነት፡ ኩሉ'ዚ ብዛዕባ ኤርትራ ጽሒፈ ሰኒደዮ ዝጸናሕኩ ምርምራዊ ጽብጻባት፡ ናብ ኣመሪካ ሒዘዮ እኸይድ ኣለኹ። ሕጂ ናብ ናይ ኤርትራ መጽሓፍ እየ ክጽመድ። ምጽሓፍ የድልዮ'ምበር ዳርጋ ውዱእ ነገር'ዩ። ኣብታ መጽሓፍ ብተወሳኺ ኣነ ባዕለይ ዘርኸብክሉን ብዓይነይ ዝረኣኽዎን ገለ ምዕራፋት ናይ ታሪኽ ኤርትራ ክእትወላ እየ።

- **የቐንየለይ ፕሮፌሰር!!**




# ብዝሒ ዕድላት ዝፈጥሮ ሻቕሎት

ኣማኑኤል በርሀ

ኣብ ዘመነ-ሃድን ወለዲ ብዛዕባ መጻኢ ደቀም ብዙሕ ይሽገሩ ኣይነበሩን። እታ እንኮ ዝምነይዋ በዓል ምሉእ ጥዕና ክኾነሎም ጥራይ እያ። ደቂ ተባዕትዮ መጻኢኦም ኣብ ሃድን ምውፋር ምኳኑ ዘጠራጥር ኣይነበሮምን። ኣብ ቁልዕነቱ ክቱር ትህኪት ወይ ርኡይ ሕመቕ እንተዘይሃልይዎ ድማ፡ "እምበርዶ ሃዲኑ ስድራኡ ከነባብር እዩ?" ዝብል ሻቕሎት ኣይህሉን። ዋላ'ኳ ቦታ ሃድን ካብ'ቲ እታ ጉጅለ እተዕርፈሉ ስለ ዝርሕቕ ብቑልዓኡ እንክሎ፡ ብምርኣይ ጥራይ ብዙሕ ናይ ሃድን ሜላታት ክምሃር ዕድላቱ ውሑድ እንተኾነ፡ ኣጋውላኡ ምፍላጥ ግን ይክኣል'ዩ። ኣብ ኣጋ ኩትትናኡ ድማ ኣተሓሕዛ መሳርሒታት ሃድን፣ ቅልጣፈ፣ ድብያን ዓይነት ንሃድን ተመረጽቲ ዝኾኑ እንስሳታትን ይምሃር። መጀመርታ ብዘይ ናይ ሃድን መሳርሒ ምስ'ቶም ክኢላታት ሃደንቲ ንበረኻ ይወፍር፣ ብምርኣይ ጥራይ ድማ ብዙሕ ተመኩሮ ይቐስም። ብድሕሪኡ መሳርሒ ሃድን ሒዙ ክወፍር ምስ ጀመረ፡ ድኽም ዝበለት እንስሳ እንተተረኺባ ቀዳምነት ንዕኡ ዕድል ይውሃቦ። ንዕኣ ምስ ቀተለ ድማ ሞራሉ ሓፍ ኣቢሉ ናይ ሃድን ስብእነቱ የረጋግጽ'ሞ፡ ውሕስነት ናይ'ታ ቀጻሊ ንሱ ክኣልያ ዘለዎ ስድራ ድማ ይረጋገጽ። ኣብ'ቲ እዋን'ቲ ብጉጅለ ይነብሩ ስለ ዝነበሩ ኣብ ጾር ሓደ ሰብኣይ ጥራይ ዝወድቕ ቀዲ ኣነባብራ ኣይነበሮምን። ስለ'ዚ፡ ነቲ እጹብ ቀዲ ሃድን ንኽትመልኽ'ውን ሃታ ሃታ ክትብል ኣይትግደድን። ኣብ'ቲ ግዜ'ቲ ውላድ ኣለካ ድዩ የብልካን'ውን ስለ ዘይፍለጥ፡ "ባዕልኻ ሃዲንካ ደቅኻ ኣዕቢ" ዝብሃል ግዴታ ኣይነበረን። እቲ ምንታይሲ፡ እቲ ዝነበረ ቀዲ መውሰቦ ኣቦኻ ፈሊኻ ንኽትለሊ ዘኽእል ኣይነበረን። ንኣብነት፡ ዓሰርተ ሰብኡትን 15 ደቀንስትዮን ብሓባር ዝነብሩ እንተኾይኖም፡ መን ካብ መን ወሊዱ ስለ ዘይፍለጥ፡ ብሓባር ሓላፍነት ዘሰክም ቀዲ መነባብሮ እዩ ኔሩዎም። ቅድሚ "ኣቦ" እትብል ቃል ድማ፡ "ሓወቦ" እትብል ቃል እያ ተረኺባ። ይኹን'ምበር፡ ኣያታትካን መሳቱኻን እናወፈሩ ኣብ ገዛ ክትተርፍ ወይ ከተዕጠጢ ስለ ዘይክኣል፡ ውላድ ይሃልኻ ኣይሃልኻ ናብ ሃድን ክትወፍር ግዴታ ነበረ። ውልድ ክትብል ከለኻ ድማ፡ እዚ ብብዙሕ መስርሕ ዝሓልፍን መወዳእታኡ ግን ዘይቅየርን ዕጫ ከጋጥመካ ምኳኑ ርጉጽ ነበረ። መጻኢኻ እንኮን ንጹርን፡ ቀዲ መነባብሮ ድማ ሓደን ዘይቅየርን።

ኣብ'ቲ ዘመን'ቲ ደቀንስትዮ'ውን እንተኾና ንጹር መጻኢ'ዩ ኔሩወን። ኣብ'ቲ ቤተሰብ እትውለድ ህጻን ብዘይካ ወላድ ክትኰነልካ ካልእ እትምነዮ መጻኢ የለን። እኖሓጎታትካን ኣቦሓጎታትካን ንዘሕለፍዎ ህይወት ምድጋም እንተዘይኰይኑ ካልእ ኣማራጺ ስለ ዘይነበረ። ኣብ'ቲ ግዜ'ቲ ኣብ ገዛ ትውዕል ዝነበረት ጓለንስተይቲ እያ'ምበኣር ቀዲ ኣነባብራን ዕድላትን ብሓደ ስጉሚ ኣብ ኣማራጺታት ከምዝኣቱ ዝገበረት። እታ ጓለንስተይቲ ኣብ ትሕቲ ኦም ኣጽሊላ እንከላ ሓንቲ ፍረ ክትወድቕ ተዓዘበት። ድሕሪ ግዜ ድማ ክትበቁል ተዓዘበታ። እታ ፍረ ካብ'ተን ዝበልዓ'ኳ እንተነበረት፡ ብኸመይ ትፋረ ግን እንዶ ኣይነበሮምን። ንምብቋል እታ ፍረ ዝተዓዘበት ጓለንስተይቲ ድማ፡ ሓንቲ ፍረ ብምዝራእ ከተፋርያ ከምዝክኣል ሓሳብ ኣቕረበት። በዚ ድማ ጎድኒ ጎድኒ ሃድን ሕርሻ'ውን ተጀመረ። ዶብይ ዶብካ ዝብሃል ሓሳብ ድማ መጽአ። ኣቦ፡ ኣደን ውሉዳትን ዘነጸረት ንጽል ስድራ ክትቀውም ከኣ ከኣለት። ኣብ'ዚ ዘመን እዚ'ዩ እምበኣር እቲ ዝውለድ ህጻን ክልተ ዕድላት ክህልዎ ውሑድ ተኽእሎታት ዝተቐላቐለ። ዋላ'ኳ እቲ ዝበዝሐ ዕድሉ ዕጫ ኣቦኡ ምቕጻል እንተነበረ፡ ከም ተውህቦ ልዕሊ ሕርሻ ኣብ ሃድን ዘተኩር እንተኾይኑ ግን፡ ሃድኑ ጥራይ ክቕጽል ይኽእል ነበረ።

ክሳብ'ዚ ግዜ'ዚ እምበኣር ወለዲ ብዛዕባ መጻኢ ሞያ ደቆም ሻቕሎት ኣይነበሮምን።

ድሓሪ ብዙሕ ዓመታት ሕርሻ እናስፋሕፍሐን ሃድን እናሃሰሰን ኣብ ዝኸደሉ ዝነበረ እዋን ድማ ተመሊሱ እቲ ዕጫ ናብ ሕርሻ ጥራይ ተጠቕለለ። ክሳብ'ዚ ቀረባ ዓመታት'ውን ዝዝተወልደ ህጻን ዕጫ ኣቦኡ ከምዝሕዝ ርጉጽ ስለ ዝነበረ፡ ወለዲ ብዛዕባ ኣማራጺታት ዕድላት ደቆም ይግደሱ ኣይነበሩን። እቲ ምንታይሲ፡ ምስ ዕርፍን ኀልኗልን ዝዓበየ ወዲ ሓረስታይ፡ ሓረስታይ ናይ ምዃን ዕድሉ ዳርጋ ርጉጽ ነበረ። ኮረትን ማርቴሎን እናቃባበለ ዝዓበየ ወዲ ነዳቓይ'ውን ሕርሻን መንደቕን'የን እተን ዝዓበያ ዕድላቱ። እታ ስድራ ብመንደቕ ጥራይ ክትነባበር ዘይትኽእል እንተኾይና ግን፡ እቲ ወዲ ነዳቓይ፡ ሓረስታይ ክኸውን ይግደድ። ኣብ'ዚ ግዜ እዚ'ውን እቲ ክትኮኖ ዘለካ ብስድራ ስለ እትምልመሎ መጻኢኻ ዘሻቕል ኣይነበረን። ኣብ'ዚ እተጠቕሰ ክልተ መድረኻት'ምበኣር፡ እቲ መጻኢ ሓደ፡ እቲ ህይወት ድማ መለሳ ዘይብሉ እዩ ዝነበረ።

ሎሚ ዕድላት ምስ በዝሐ፡ ሞያ ኣቦኦም ዘወርሱ ውሉዳት ኣገረምቲ እናኾኑ መጺኦም። ክሳብ ሰብዓ ወለዶኣ ብሃድን ወይ ብሕርሻ ዘሕለፈቶ ስድራ፡ ሎሚ ግን ኣብ ሓደ ገዛ ክልተ ሓደ ዓይነት ሞያ ዘለዎም ኣሕዋት ወይ ኣባላት ስድራቤት ምርኣይ ከም መዛረቢ ኣርእስቲ ይውሰድ ኣሎ። በቲ ሓደ ወገን ሓደ ሓኪም፡ ሓደ ፈለኛሞ፡ ሓንቲ ቀባኢት፡ ሓደ ትራፊክ ንዘለዋ ስድራ፡ "ንፉዓት'ዮም፡ ኣብ ኩሉ'ዮም ተዋፊሮም ዘለዉ እቶም ስድራ" ተባሂሉ ክዕለለሎም ከሎ፣ በቲ ካልእ ወገን ድማ፡ "ይገርመካ'ዩ ናይ'ቶም ኣሕዋት፡ ሰለስቲኦም ደረፍቲ'ዮም/ ዓረብያ ፈረስ ኣላቶም" ተባሂሉ ክዕለለሎም እናክትሰምዕ፣ ኣየናዮም እዩ ዝያዳ ዘድነቕ ዘሎ ምልላዩ ትሸገር። ኣብ ኣሕዋት ተመሳሳሊ ሞያ ምህላውዶ ይሓይሽ ነንበይኑ?" ዝብል መጎት ንበይኑ ገዲፍና፣ ብዛዕባ ብዝሒ ዕድላት ዝፈጥሮ ሻቕሎት ንቐጽል።

ቀደም ዓለምና ብሓንቲ ሞያ ጥራይ ተሓዚኣ ኣብ ዝነበረትሉ ግዜ፡ ወለዲ ብዛዕባ መጻኢ ሞያ ደቆም ይሻቐሉ ኣይነበሩን - ዝቐበጾን ዝጸገበን ኩሉ ሓደ ኰይንዎም። ቀዳማይ ዓመት ተማሃሮ ዩኒቨርሲቲ ከለና፡ ሓንቲ መምህርና "ገለ'ኹም ኣብ ክሪስትማስ ክትምረቑ (ክትባረሩ ማለታ እዩ) ኢኹም። ግን ኣይትጨነቑ - እዛ ዓለም ማእለያ ብዘይብሎም ሞያታት እያ መሊኣ ዘላ" ትብለና ኔራ። ብዙሓት ወለዲ ግን እዚ ብዝሒ ሞያታት መሊሱ ከጨንቖም እዩ ዝርአ። ሎሚ ደኣ'ሞ ዕድላት ክንዲ ዝበዝሐ ንምንታይ እዩ ብዛዕባ መጻኢ ደቅኻ ሻቕሎታት በዚሑ? ኣብ ምውድዳር ስለ እንኣምንዶ ይኸውን ወይሲ ኣብ ብዝሒ ደሞዝ? እቲ ሞያ ኣብ ዝህቦ ክብሪ ስለ እንኣምን ድዩ ወይሲ ምስ ዝንባለ ደቅና ንኽዛመደልና?ዶስ ብዝሒ ዕድላት ዝፈጠሮ ብዝሒ ሽቕለት ኣልቦነት?

ኣተዓባብያ ቈልዓ ሓደ ካብ'ቶም ኣብ ቀዳምነት ዝስርዑ ብድሆታት ህይወት'ዩ። ምኽንያቱ፡ ናይቲ ዝበዝሐ ናይ ኣፍራይነት ዕድመኡ ኣብ ኣተዓባብያ ክምርኮስ ባህርያዊ ስለ ዝኾነ። ንቈልዓኻ ብኸመይ ተዕብዮ፡ እንታይ ዓይነት መንእሰይ ኢኻ ከተፍሪ ትደሊ ዘለኻ ከም ምውሳን እዩ። እንታይ ዓይነት መንእሰይ ተፍሪ ድማ እንታይ ዓይነት ስድራ ቤትን ሕብረተሰብን ብኡ ኣቢልካ ድማ ከመይ ዝበለት ሃገርን ተቐውም ኣብ ዝብል ሕቶ ዓቢ ተራ ይጻወት።

ህጻን ውልድ ካብ ዝብል ክሳብ ቀዳሞት ዓመታት ትምህርቱ ዘለዉ ብዛዕባ ዕድላቱ ዝዝረቡ ትምኒታት፡ ወለዲ ሕልሞም ንኸግህዱ ዝምነይዎ እዩ። ገና እቲ ቈልዓ እንታይ ክኸውን'ዩ ዝደሊ ቀስ ብቐስ ከተንብብ ከይፈተንካ፡ "ኣነ ጓለይ/ወደይ ከም'ዚ ክኾነለይ እየ ዝደሊ" ክትብል ትጅምር። ሓደ ካብ ወላዲ፡ ዝሓልሞ ዝነበረ ምስ ዘይሰምረሉ፡ ሕልሙ ኣብ ውላዱ ተጋሂዱ ክርኢ

ስለ ዝብህግ፡ ንውላዱ ከም'ቲ ንሱ ዝደልዮ ዝነበረ ክኾነሉ ይብህግ። ቅድሚ ድልየትን ዝንባለን ውላዱ ምፍላጡ ከኣ፡ ነቲ ቈልዓ በታ እቲ ወላዲ ዝደልያ ክምልምሎ ይህቅን። እዚ ግን ኩሉ ግዜ ይሰምር ማለት ኣይኮነን። ዋላ'ኳ ኣእምሮ ህጻን ድላይካ ክትጽሕፈሉ ዕድል ዝህብ እንተኾነ፡ ንተውህቦኡ ዓማጺጽካ ድላይካ ትሰርሖ ማለት ግን ኣይኮነን። እዚ ውልድ ክብል ከሎ ኣትሒዝካ ዝግበር ትምኒታት ግን ዋላ'ኳ ካብ ጽቡቕ ድልየት ዝብገስ እንተኾነ፡ ኣብ ኣእምሮ እቲ ቈልዓ ጸቕጢ ክፈጥር ዝኽእል'ዩ።

ትኩር ቈልዓ፡ ትኩራት ወለዲ እንተረኺቡ ኣብ ቀዳሞት ናይ ትምህርቲ ዓመታቱ'ውን ዝንባለኡ ክንጸባረቕ ይኽእል'ዩ። ዋላ'ኳ ካብ ቅድም ኣትሒዙ "እንታይ ክትከውን ኢኻ ትደሊ?" ዝብል ሕቶ ዝዝውተር እንተኾነ፡ እቲ ካብ'ቲ ቈልዓ ዝመጽእ መልሲ ተደጋጋምን ብዘይ ኣፍልጦን ስለ ዝኾነ፡ ጥዑም ትምኒት ምምናዩ ጥራይ ደኣ'ዩ ዕግበት ዝፈጥረልካ'ምበር፡ ከም ሓቀኛ ሕልሙ ኣይውሰድን። ካብ'ዚ ዝተላዕለ ድማ እቶም ዝዕወቱሉ ዳርጋ ቁንጣሮ'ዮም። ዋላ ኣብ'ዚ ግዜ እዚ'ውን እንተኾነ፡ ዝበዝሑ ካብ'ቶም ባህጊ ውላዶም ዘለልዩ ወለዲ'ውን፡ እንተርፎ ኣብ ትምህርቲ ንፉዕ ክኾነሎም ምትብባዕ፡ ሕልምታቱ ንኽግህዱ ዝገብርዎ ጻዕሪ ውሑድ እዩ። ናይ ትምህርቲ መንፍዓት ኩሉ ግዜ ሕልምታትካ የግህደልካ ማለት ስለ ዘይኮነ ግን፡ ምስ ባህግታቶም ኣብ ዝዛመድ ዓውድታት ንኽትመርሖም ብዙሕ ጥንቃቐ የድሊ። ኣብ ትምህርቲ ዕዉት ምኻን ዘየጠራጥር ኣማራጺ'ኳ እንተኾነ፣ ሕልሚ ውላድካ ብኻልእ ሜላ ክግሃድ ዝክኣል እንተኾይኑ ግን፡ ጎድኒ ጎድኒ ትምህርቱ ክጸቕጠሉ ከምዝግባእ ክንዝንግዕ ኣይግባእን። ንሓደ ኣብ ቅብኣ ዝግደስ ተማሃራይ፡ ብስሩዕ ይኹን ብዘይ ስሩዕ ኣገባብ ተወሳኺ ናይ ቅብኣ ትምህርቲ ክወስድ ምስ ዝደሊ፡ "ኔው በሎ ትምህርትኻ ከየዛናብለልካ" ኣብ ክንዲ ምባሉ፣ ብኸመይ ንኽልቲኡ ኣዛሚዱ ይዕወት ኢና ክንኣልዮ ዝግባእ። ዋላ ኣብ ትምህርቲ'ውን እንተኾነ ብሓፈሻዊ ነጥቦም ዘይኮነንና ክንመዝኖም ዝግባእ፡ ኣብ ኣየናይ ዓይነት ትምህርቲ'ዩ ዝያዳ ዘድምዕ ዘሎ ክንግንዘብ የድሊ። ብዙሓት ወለዲ ግን ልዕሊ ሕልሚ ውላዶም ምግሃድ፡ ንውላዶም ክብሪ ይህብ'ዩ ወይ'ውን ልዑል ደሞዝ ንኽረክብ ክኽእሎ'ዩ ኣብ ዝብልዎ ዓውዲ ክኣቱ ይደፋፍእዎ። እቲ ብጸቕጢ ወለዱ ኣብ ዘይዓውዱ ዝኣተወ መንእሰይ ድማ፡ ዋላ'ኳ ኣብ'ቲ ዓውዲ ዕዉት ክኸውን እንተኽኣለ፡ እቲ ኣብ ውሽጡ ኲዕቱ ዝብጽብጾ ዕቡጥ ባህጊ ግን ርግኣት ኣይፈጥረሉን።

እቶም ካብ ቈልዕነቶም ወይ'ውን ድንገት ኢሎም ተውህቦኦም ዘለልዩን ዝዕወትሉን ውሑዳት ዝኾኑሉ ሓደ ምኽንያት'ምበኣር፡ ከባብያዊ ጽልዋ ስለ ዝበዝሖም እዩ። ወለድኻ፡ ኣሕዋትካ፡ ኣዕሩኽትኻ. . . ሕልሚ ውሽጥኻ ብዝግባእ ከየለለዩ ማዕዳ ምስ ዘብዝሑልካ፡ ብጸቕጢ ናቶም ወይ'ውን ንዕኦም ከተሐጉስ ኢልካ ናብ'ቲ ንሳቶም ዝብልዎ ሞያ ትኣቱ። "ኣነ'ኳ ክስታይ ክኸውን እየ ዝደሊ ኔረ፡ ዓቢ ሓወይ ግን ከም'ዚ ምኻን ይሕሸካ ምስ በለኒ እየ ኣትየዮ" ዝብል፡ ዕግበት ዝጎደሎ ዕላላት ድማ ይበዝሕ። ስለ'ዚ፡ ሕልሙ ንዘየለለየ ምምእዛን ጽቡቕ'ኳ እንተኾነ፡ መጀመርታ ግን ባህጊ ውሽጡ ንኽንንብብ ዕድል ክትከፍተሉ'ዩ ዝምረጽ። ሞያታት እናወዳደርካ፡ "ካብ'ቲ እዚ ይበልጽ" እናበልካ ብዛዕባ መጻኢ ደቅኻ ውልድ ካብ ዝበሉላ ዕለት ኣትሒዝካ ካብ ምሽቓል፡ ነቲ ሞያ ምስ'ቲ ዝሓልሞ ዘሎ ወይ'ውን ከድምዓሉ ዝኽእል ሰብ ክተዋስቦ ምጽዓር ይሓይሽ - እቲ ዕድላት ብዙሕ፡ መለሳታት ህይወት ድማ እልቢ ዘይብሉ ስለ ዝኾነ!



# መጽሓፍ ዝረኸበ?

ኢ.ንጅ. ምሉእብርሃን ሃብታይ

"ኣንታ ንስኻ መጽሓፍ ኣይተሕትምን'ዲኻ፧ በቃ ኣኽለት፡ ቀረበት፡ ተሓትመት፡ ትውዳእ ኣላ፡ ኣይበሰለትን፡ እናበልካ ዓመታት ክትጉብር፧ ግደፍ እባ ሓደ መዓልቲ ገለ ቁሩብ ዕምባባን ቀለን ጋብዘና። ብሸኮቲን ሕብስትን ከኣ ዋላ ባዕልና ንምልኣልካ።" ዘረባ ሓደ ደላይ ጽቡቕ ሓውና ምኳኑ እዩ። ብባህልና መሰረት ድማ ንደላይ ጽቡቕካ፡ ጽን ኢልካ ኢኻ ትሰምዖ። ቃልካ ክተኽብረሉ ኸኣ ግቡእ መሰለኒ'ሞ፡ ብዜሮ ኣፍራይነተይ ተሰከፍኩ። ከም ሱብ መጠን ሰኸኽ በልኩ።

ሓደ እዋን ቀድሚ ሓያለይ ዓመታት ምኳኑ እዩ እንድዒ ክንድ'ዚ እኳ ኣይብሎ። "ሰባት ስለምንታይ እዮም ክንብቡ ዘለዎም፧" ዝብል ግሩህ ሕቶ፡ ናብ ካልእ ጫሌዳ ሕቶ ክስንድወኒ እዝከር። "እቶም ዝጽሕፉ'ኸ ስለምንታይ እዮም ዝጽሕፉ፧" ብምባል ቁሩብ ሸንኮለል በልኩ። "እቶም ዝጽሕፉ ኮነ እቶም ዘንብቡ ሰባት፡ ክበስሉም ዝደልይዎ ነገር ስለዘለዎም እዮም፧" ዝብል ግዚያዊ መደምደምታ ድማ ብኢደ ዋኒነይ ፈጢርኩ። ብውሑዱ ነታ ናይታ እዋን እቲኣ ኑበሰይ ከዕግስለይ ዝኽእል ንእሽቶ ምላሽ ኮይኑለይ'ውን ቀጸ። "እቶም ዘይጽሕፉን ዘየንብቡን ሰባት፡ "ናይዛ ዓለም'ዚኣ ሕቶታትና ተመሊስልና እዩ፡ ብዙሕ ምድካም ኣየድሊን እዩ" በሃልቲ እዮም። "እቶም ነንሕድሕዶም ዝናበቡን ዝጸሓሓፉን ዘለዉ ሰባት ከኣ፡ ውሽጣዊ ሰባዊ ሕቶታቶም እዩ ዘዕለብጦም ዘሎ።" ክብል ንግዜኡ ረዓምኩ። ካልእ መጓታይ ክሳብ ዝረክብ፡ ኣብ'ቲ እዋኑ፡ ከም ሱብ መጠን ሕቶታት ግዲ ኔሮምኒ ኮይኖም ከኣ፡ ጸሓፍ ጸሓፍ መጺኒ። ክሓናጥጥ ብሂጉ፡ ደራሳይ ክኸውን። ኣየ እዚ ናይ ወዲ ሱብ ነገር፡ ብባህጊ ክትብገስ ከሎኻ ጥዑም እዩ።

"ኩናት ዘይወዓለ በሊሕ እዩ" ከምዝበሃል ኣብቲ መፈለምታ እዋን፡ ብዙሕ ትምኒት'ዩ ዝነበረ። መጽሓፍ ክኸውን እንተኾይኑሉ፡ ክንዲ 'ቋንጣ ክረምቲ' ዝምርጓዱ ክኸውን የብሉን። ንኽትሕዞ ኮነ ንኽትብጽሓሉ ዘጸሕፍር፡ እንተኾነ ክንዲ ሕንባሻ፡ እንተሓመቐ ከኣ ክንዲ 'ሃንዛ ዕፉን' ክረጉድን ክኸብድን ኣለዎ። ኣንባቢ ከኣ ሓንቲ ሓሙሳ ኖቕፋ መሰስ ኣቢሉ ዝውንኖ ዘይኮነስ፡ እንተሓመቐ ፍርቂ ናይ ሓደ ወርሒ መሃያኡ፡ ባህ እናበሎ ቅልጥ ቅልጥ ኣቢሉ ከውጽኣሉ ክኽእል ኣለዎ። ኣብ ትሕዝቶኡ እንተመጺእካ ከኣ፡ ኣብ ታሪኽ ምሕባእ ክህልዎ የብሉን። እዚ ሱቕ ኢልካ ካብ ህሉው ክትሃድም ክትብል፡ ኣብ ሕሉፍካ ዑቕባ ምሕታት ክተርፍ ኣለዎ። ወዘተ ብዙሕ ተሓሲበን ተተንተነን።

"ጽቡቕ ዘየንብብ ሱብ፡ ጽቡቕ ክጽሕፍ ኣይእልን እዩ" ዝብል ብሂል ኣሎ። "ምንባብ እሞ ብዙሕ እንድዩ ዓይነቱ" ዝብል ከኣ ኣሎ። ማለት "ካብ መጽሓፍ ዘንብብ ኣሎ፡ ካብ ኣብ ከባቢኡ ዝርከቡ ሰባትን ነገራትን ዘንብብ ኣሎ።" በሃላይ እዩ። "እሞ ሓበሬታታት ካብ ምንታይ እንተዋህለልካ እዩ ዝሓይሽ፧ እዋእ፡ እንተኽኢልካስ ዓበይቲ መጻሕፍቲ ክትገናጸል ኣሎካ፡ ኖኖ! ዓቕሊ. እንተተረኺበስ እባ ኑቶም ኣብ ከባቢኻ እትዕዘቦም ሰባትን ኣእማንን፡ ባህርያቶም ጽሙቕ ኣቢልካ ናብ መጽሓፍ ምቕያሩ ይሓይሽ። ወዘተ. . . ገለ ካብቶም ኣብቲ እዋን ናይ ንእስነት ምዕልባጥ፡ ዝወርዱን ዝድይቡን ዝነበሩ ሓሳባት እዮም።

ባህሪ ስራሓይ ምስ ብዙሓት ሰባት ዘራኽብ ግዲ ኔሩ፡ ገጸ-ባህርያት ከም ድላየይ እረክብ። ባህርያቶም ከኣ ምጭባጥ ክሳብ ዝስእኖ እገላበጡኒ። እቲ ማእከል ስሕቡቶም ኣብ ምንታይ ምኳኑ ክረክብ፡ ሃሰው ምባል ስራሓይ ገበርክዎ። ብፍላይ ኣብ ከባቢየይ ዝዕዘቦም ዝነበርኩ፡ ገለ ሃብቲ ኣሎና በሃልቲ፡ ገለ ስልጣን ኣሎና በሃልቲ፡ ገለ ዝያዳ ልቢ. ኣሎና በሃልቲ፡ ፈጣሪ ልዕሊ. ሱብና ጌሩ ፈጢሩና እዩ በሃልቲ፡ ኩሉ ተግባራቶም ጸሓፎ ጸሓፎ መጺኒ። ሓሳባት ካብ ሓደ መጽሓፍ፡ ጽሙቕ ኣቢልካ ምጽሓፍ ደኣ እንታይ ክንድ'ዚ ክኸብድ ኢሉ? ደይ፡ ኣተርጉም ኣቢልካ፡ ኣርዕም ኣቢልካ፡ ኣመሓይሽ ኣቢልካ፡ ኢኻ ተቕርቦ። "ንኽትርደኦም ኣሸገርቲ ዝኾኑ ገጸ-ባህርያት፡ ኣብቲ ጎደናታት፡ ኣብ ኣብያተ ሻሂታት፡ ብፍላይ ከኣ ኣብ ኣብያተ ጽሕፈታት እዮም ዝርከቡ።" ዝብል ሓሳብ ጸይረ ንስራሐይ ተተሓሓዝክዎ። እቲ ካልእ ዋኒነ ዕዮይ ክሳብ ዝርስዕ ድማ ገበሩኒ።

እቲ ዕዮ ኣወሊይ ግዲ ኮይኑ፡ ብዙሕ ኮለል ኣበለኒ። እቲ ዘይንብር ነገሩ ከኣ፡ ኣብ ኣብያተ ሻሂ ኣደብ ጌርካ ምስ ኣዕሩኽትኻ ክንዲ ምዝንጋዕ፡ ኣእዛንካ ልዕሊ. ዓቕን ነፊሕካ ዕላል ናይ ጎረቤት ጣዋሉ ምጥባው ስዒቡ። ኣብ ኣብያተ ዕዮታት ወይ ኣብያተ ጽሕፈታት፡ ሰባት ክወፍሩን ክፍደሱን ከለዉ፡ ኑቲ

ጥረ ነገሮም ክተለሊ. ኢልካ ቀልባዕባዕ በዚሑ። "ካበይ ናበይ እዩ ክስጎም ዝፍተን ዘሎ፧" እናበልካ ህርድግ ትብል። ሓንቲ ምሸት ኣብ ሓደ እንዳ ሻሂ፡ ከም'ታ ሓሳብ ልበይ፡ ኣብታ ጎረቤት ጣውላ፡ ሓደ ዓቢ. ኣቦ ምስ ሓደ መንእሰይ ዲቕ ዝበለ ክትዕ ከፊቶም ከዋግዑ ኣብ ምጅማሮም ረኺበክዎም። ከምኡ ዓይነት ደረት ልቢ. ዝትንክፍ ክትዕ፡ ኣብ መንጎ ናይ ዕድመ ሰብ ጸጋን መንእሰያትን፡ ቅድሚኡ እዋን ኣብ ዕምረይ ኣየጋነፈንን። ጌጋ ደኣ ይኹለኣለይ እምበር፡ ዋላ ኣብ መንጎ ኣቦን ወዱን።

"ዓይነት ዘለዎ ሰብ ቀደም እዩ ኔሩ እምበር ሎሚ ደኣ፡ ኣበይ ኣሎ ሰብ፧"

"እቲ ንስኹም ሰብ እትብልዎ፡ እንታይ ዓይነት ፍጡር ድዩ፧" እቲ ወዲ ሓያል ሓታቲ ከይኮነ ኣይተረፈን።

"ሰብ ደኣ፡ ኣብነታዊ ሰብ።"

"ኣብ'ዚ. እትብልዎ ዘለኹም ግዜ፡ ብዙሓት ኣብነታውያን ሰባት እንተኔሮም እኮ፡ እዚ. ንነብረሉ ዘለና ቦታ ናይ ዓለም መወከሲ. ከጉብሮ ዝኽእል ትሕዝቶታት ክህልዎ ኣለዎ። እቶም ኣብ ውሽጢ. ገለ ዓመታት ስልጥንቲ ሃገር ንደቂ ደቆም ዘውረስዎም ጃፓናውያንን ሲንጋፖራውያንን'ከ እንታይ ዓይነት ሰባት ኔሮም እዩ ክበሃል፧" እቲ ወዲ ካብቲ ዝገመትክዎ ንላዕሊ. ንግርም ዝበለ ምኳኑ ዳግማይ ኣመስከረለይ። መወከሲታት ናይ ክልቲኦም ሰባት ነንበይኑ ምንባሩ ከኣ ኣይደንጎየን በርሃለይ።

"እዚ. ኩሉ ዘሐበን ታሪኻዊ ፍጻመታት'ከ እንታኖኻ ከፊኡካ፡ ሕጂ ናይ ጃፓን'ዶ ገለዶ እናበልካ ኣይተሀውትተና።" እንደገና ኑቶም ዓቢ. ሰብኣይ ብትዕግስቶም ኣድነቕክዎም። ብዙሓት ናይ ዕድመ ሰብ ጸጋ፡ "ልዕሊ. ሰብና ብሉጻት ወሎዶ ኢና ኔርና፡" ክብሉ ከለዉ. ንዝምልሰሎም ሰብ ከጉባዕበዕሉ ብዙሕ እዋናት ተዓዚበ ኣለኹ። ትዕግስቲ ናይ'ቶም ኣቦ ከኣ፡ ተፈተውኒ። ንጽሕፈተይ ዝኸውን ዝብላዕ ጥረ ነገር ዝረኸብኩ ኮይኑ ስለዝተሰምዓኒ ከኣ፡ ኣእዛነይ ልዕሊ. ዓቕን ኩር ኣበልክወን። ጸሓፉይ ማለት፡ "ወጣም ሰብ" ማለት እንደኣሉ።

"ማለተይ'ሲ፡ ኑቲ ጅግንነታዊ ፍጻሜታት ናይ ዓድና ከስተናዕቖ ኢለ ኣይኮንኩን። ብፍላይ ኣብ ኣፍሪቃ ከምኡ ዝመሳሰል ትሕዝቶ ክትረክብ ኣሸጋሪ ምኳኑ'ውን ይርደኣኒ እዩ። እንተኾነ ግን ዓለምና፡ መማህራን ፊንላንድ፡ መርከበኛታት እንግሊዝ፡ ፈላስፋታት ግሪኽ፡ ጠፈርተኛታት ሩስያ፡ ስፖርታውያን ብራዚል፡ ወዘተ. . . እያ ትፈልጥ'ና! ወዲ ሰብ በቲ ኣብ መውዳእታ ዝገደፎ ትሕዝቶ እዩ ዝምዘን። ንሕና ድማ ከም ሕብረተሰብ፡ ኑቲ ዘሎና ወታሃደራዊ ታሪኽ፡ በቲ ከሰጋገረሉ ዝኽኣለ መዐቀኒ ኑቲ ኩብርታቱ ኣሰጋገርና፡ ኣብ ቁጠባዊ ህይወት ክንደግሞ ከሎና ጥራሕ እዩ እቲ ታሪኽ ዝምቅር። ዓለም፡ ካብ ኔሩኒ ኣሎኒ እያ ትፈቱ ኣቦ!" እቲ ወዲ ሓያል መምህር ክኸውን ኣለዎ።

"ንሕና ደኣ ደጊም ድሕሪ ሕጂ እንታይ ኣሎና፧ እዚ. ትብሎ ዘሎኻ ንዓኻትኩም ዝምልከት እዩ።"

"ከምኡ እንተኢልኩም ደኣ፡ ንሕናስ እንታይ ኣሎና፧ ጽቡቕ እንተውረስኩምና ጽቡቕ ንቕጽል። ኣጣላላምን ኣካሓሕድን እንተምሂርኩምና ከኣ ደይ ንዑኡ ኢና ነማዕብሎ።" ኣብ መውዳእታ ክልቲኦም፡ ማለት እቲ ዓብን እቲ ንእሽቶን ናይ ዝዝበርዎ ፍጻሜታትን ዝዘበርዎ ህይወትን ሓላፍነት ካብ ምስካም ናብ ምህዳም ዝመረጹ ከይኑ ተሰምዓኒ። "ጸሓፊ ገጸ ባህርያት ይድንድን እዩ" ይበሃል እዩ'ሞ፡ ኑቲ መደምደምታ ትሕዝቶ ዘረባ ናይ'ቶም ሰባት ኣብ'ቲ ጽሑፈይ ከስፍሮ'ዶ ክገድፎ ኢለ ድማ፡ ብዙሕ ተማታእኩ። ድሕሪ ሓያለይ ነግፈረግ መቸም፡ ካብታ ዕላል እቲኣ ሓደ ምዕራፍ ዝኸውን ትሕዝቶ ሰራሕኩ። ከምቲ ዝርደኣኒ ጌረ ድማ ኣብ ቦታኡ ኣሰፈርክዎ።

ጸሓፊ፡ ካብቲ ዝሰምዖን ዘንበቦን ተበጊሱ፡ ምግናንን ንነገራት ምጥምማዙን ከኣ ዘይተርፍ ግዲ ኮይኑ፡ ናይ



ግዜእ ርእሰይ ኣብሂሃላታት ወሰኽኩ። "ህይወት መቐረታ ኣብ ነንሕድሕድካ ምውንጃል ዘይኮነስ ኣብ ምምልላእ እዩ። እቲ ዓብየ እየ በሃሊ፡ "ኣነ እቲ ዝመሰለኒ ጌረ ካብዛ ዓለም እሓልፍ ኣለኹ፡ ደቀየ ዝዕረ ኣዐሪኹም ዝምላእ መላለእኩም፡ ንዓለምኩም ንበርዋ። ደረጃ ኣተሓሳስባይን ብቕዓተይን ከኣ ብናይ እዋኑ መዐቀኒታት ክትርዱኡለይ እንተፈተንኩም ይሓይሸ።" ክብል ከሎ እዩ መዓርጉ። እቲ ንእሽተይ ከኣ ኑተን ኣበራት ዝብለን ጥራይ ክኣሪሪ ግዚኡን ጸዓቱን ካብ ዝውድእ፡ ንዘጅግን እናጸገ፡ ናይ ግዜእ ርእሱ ዓለም ክፈጥር ከሎ እዩ።" ክብል ኣሰፈርኩ። ዕድመ ንእስነት ጸዓት ናይ መጻኢ እንተኾይኑ፡ ቡቲ ጥበቡ ጌሩ ንመጻኢኡ መንገዲ ክትሕዞ ከሎ እዩ። ኑቲ ወግዒ ሽማግለን መንእሰይን ከምዚ ዝብል ትሕዝቶ ምስመላእኩሉ፡ ጸሓፋይ ክኸውን ዝተቓረብኩ መሰለኒ'ሞ፡ ከም ሰብ መጠን ቁሩብ ተሓጎስኩ።

ከምዚታት እናኾነ መቸም፡ መዓልታት ይዓርቡ፡ ዓመታት ይሓልፋ። ግዜ እዚ ሌባ ብወገኑ፡ ገና ከጻርዮ ዝከበሮ ሓቅታት ግዱ ተሰኪሙ ኮይኑ ሰቕ ኢሉ ይዕዘር። እታ መጓዕዝተይ ክትተኮሂ ዝሓረኸዋ'ሞ፡ ምሳይ ዝከበረትን ዘላን ከኣ፡ "ኣብ ምምራቕ ዘይበጽሕ፡ እንታይ ዓይነት መጽሓፍ እዩ'ዚ፤" እናበለት ልበይ ኣጥፈኣትለይ። ኣብ ርእሲ ድንቁርናይ ክተደንቁረኒ ደለየት። ኣነ ዝተመኣኸዎ፡ ከም ኣደይ እምንቲ በዓልቲ ቃል-ኪዳን ክትከውን'ሞ፡ ኣብ'ቲ ዓቐበ ቁልቁል ዝበዝሖ ጉዕዞ ህይወት ኣብዛ ጎድነይ ለጊባ ክተሳጉመኒ እዩ። እንተ ንሳ ድማ፡ ናብቲ ምዕራፍ ንምብጻሕ ተሃዊኻ። ምኳን ሓቃ፡ ኣይ ሲጋ ለበስ እንድያ፡ እዚ'ኳ! ንመመረቕታን ደስታን መን ዘይብህጎን? ገሊኦም ባድላታት ተኾዲኖም፡ ገሊኦን ከኣ ነዊሕ ጥልፈን ዘው ኣቢለን፡ ኣብ ቅድሚ ብዙሓት ወጺኦም ክረኣዩን ወዛሕዛሕ ክብሉን ክንደይ ግዜ ርእየ ኣለኹ። ስለዚ፡ ከም ግምተይ እንተኾይኑ እዚ ፈሲታን ውራያትን ኣገዩ ምቁር ክኸውን ኣለዎ።

ነገራት ነንሕድሕዶም እናተዋጠጡ ነታ መጽሓፈይ ናብ ምዝዛም ከምዘይትበጽሕ ይገብርዋ ምህላዎም ኩብርሃላ ፈተንኩ። ግን ከኣ ዘይወሓጠላ። ገለ እንተተረደኣትለይ ኢለ፡ "ኣንቲ ከመይ ከመይ ኣቢሉ እዩ መጻሕፍቲ ዝኣኽለሎም ዘሎ፧ ከክንዲ እምባታት ዝኸውን ጥቕላል ሕቶታት ኣብ ቀቅድሚኼና ተጉቲሩ እናሃለወ፡ ኑቲ መጻሕፍቶም ኣብ'ቲ መወዳእታ ምዕራፋቱ እንታይ እናበሉ ይዛዝምዎ ኮን ይህልወ፤" እናበልኩ ዚ'ዓቕመይ፡ ኣግርሞተይ ከሲጋግረላ እፍትን። "ፈጺማ ኣይትርዳኣለይን እያ፡" ዝብል ግምት ድማ ኣይነበረንን። ዋላ'ውን የብለይን። እንተዘይትኸውን'ሲ እዚ ኩሉ ዓመታት ክሳብ ክንዳኡ ኣይምተዓገሰትንን። እምበር ባህሪ ናይ ገሌና ደኣ መዓስ ዝጽወር ኮይኑ።

ንሳ ትዕግስታ ክትውሰኸሉ ከምዝጀመረት ብዘስተብሃልኩ ከኣ፡ እንደገና ሃሰስ መሰስ ምባል ይቕጽል። "እዚ ግዜ ጎሰስ እናበለ፡ ኣብ መወዳእታኡ ለጥማት ሰባት እንተረኸበ ብዘገምታ ይጽብ እዩ ዘሎ።" ክበሃል ሰሚዐኩሞ፡ ናብ ኣርባዕቲኡ መኣዝናት ኣእዛነይን ኣዒንተይን ተኺለ፡ ንጽሑፈይ ዝኾኑኒ ገጸ ባህርያት እንተረኸብኩ ዚ'ዓቕመይ ፈተሽኩ። ግዜ እናሃብኩ'ውን ክቕጽል ፈተንኩ። ደላዩ እንታይ ዘይገብር? እዋእ ኣብ መወዳእታኡስ "እመስገኖ ፈጣሪ" ኩብሉኒ ዝኸኣሉ፡ ገጸ ባህርያት ኀኙኒ። እቲ መለክዒ ሚዛን ብመዐቀኒ ናይ ካልኦት ምኩራት ዝበሃሉ ደረስቲ፡ ቔናን ከይከውን ከኣ እትስፎ።

ምልእቲ መዓልቲ፡ "ኣርሰናል ተሳዕረት፡ ድሙ ተዓንቀፈት፡ ማንቸስተር ተደግመት!" ዝብል ዛዕባ ኣልዒሎም ንጹሓይ ኣብሪቖም ዘዕርብዋ ዝከበሩ ሰባት፡ ኣርእስቲ ክቕይሩ ኣስተብሃልኩ። "ንሓቂ ብኸልተ ኣእጋሮም ፍል'ኽ ከምዘይትብል ጌሮም ረጊጾማ እናሃለወ፡ ብኣዒንቶም ናብ ካልእ እናቋመቱ፡ "ሓቂ ብሓሶት ተጸቒጣ ኣላ፡" ክብሉ ዘስተምህሩ ዝከበሩ ሰባት፡ ንመጀመርታ እዋን ብዛዕባ ግዜእ ህይወቶም ክግምግሙ ኣስተውዓልኩ። ሰባት ምኳኖም ከይተርፍ ግዲ ኮይኑ ከኣ፡ ድኅን ክብሉ ተዓዚበኩ። ናብ ታሕቲ ናብ ባይታ ገጽካ ምጥማት ከኣ፡ መጀመሪ ናይቲ ጥቡብ እዩ ዝበሃል። ምኽንያቱ እቲ ናብ ላዕሊ መንጠሪ ዝኸውን መሳልል፡ ኣብ ባይታ ተተኺሉ ስለዝርኩብ።

እቲ ሕቱኽታታቶምን ልዝቡቶምን፡ "ንመጻኢ ህይወትና እንታይ እንተገበርናን በየናይ መንገዲ እንተኸድናን ይሓይሽ፧" ኣብ ዝብል ዓንኬል ኩተኩር ተዓዚበኩ። መሰብሒ ገጻት ናይታ መጽሓፈይ ክኾኑኒ ድማ በሃሚክምም። "ሰብ ብዛዕባ ኣርሰናል ጉዳዩ ብዛዕባ ግዜእ ህይወቱ ክሓስብ እንተጀሚሩ፡ ቅድሚኡ እዋን ዘይነበሮ ገለ ሓድሽ ሓሞት ክገዝእ በቒዑ ኣሎ ማለት እዩ።" ክብል፡ ኣብታ ብቐሊሉ ዘይትውዳእ ትሕዝቶይ ኣሰፈርኩ። መቸም ክትጽሕፍ እንተጀሚርካ፡ ንወዲ ሰብ እቲ ቀንዲ ዘፍርሖ ነገር፡ "ብዛዕባ ግዜእ ህይወቱ ኣትኩሩ ምሕሳብ፡" ምኳኑ ቀልጢፍካ ኢ'ኻ ትግንዘብ። ህድማ ካብ ኑብሶም እናገበሩስ "ንዕውት ኣለና!" ኢሎም ክጭርሑ ከኣ ትሰምዖም። "ምህዳምን ምዕዋትን እባ ፈላሊና ንሓዞም፡" ክትብል እንተፈተንካ፡ መን ቁሊሕ ክብል፧ ስራሕ ስኢኖም። ጸላኢና ጸሓፋይ ትኹኖ! ሱቕ ኢልካ ቕጫ ስገምካ እናሓየኽካ ኣጣሪዕ ምጉሳይ ይጥዕም። ኣይጓዳእ ኣየሕምም።

ጨቕጨቕታ ኣዕዋፍ ወጋሕታ ክሰመዓኒ ብዘበቕዐ መጠን፡ መጽሓፈይ ናይ ምውዳእ ተኽእሎኣ ክጎልሓለይ ጀመረ። እተን ዓመታት መቕጻዕቲ ሲጋይ፡ ናብ ምዝዛም ገጸን ኩብላ ተዓዚበኩ። በዓል ኣቦሓጎይ፡ "ንወዲ ሰብ ተሰፋ እዩ ዘናብሮ" እዮም ዝብሉ ዝከበሩ። ናይ ተሰፋ ጨራታት፡ ከም

ሰብ መጠን፡ ኣብ መላእ ኣካላተይ ክወርር ተፈለጠኒ። ነታ መጽሓፈይ ከኣ፡ እዛ ትሰዕብ፡ ዓረፍተ-ነገር ሃብክዋ።

መሬት ገጽ መለሰ፡፡ ተኽእሎ ምርኣይን ምስትውዓልን ጋሪዱ ዝሓደረ ድቕድቕ ጸላም፡ ሕጊ ባህሪ ዝእዞ፡ መዋድቖኡ ክደሊ ቦታኡ ክለቅቕ ጀሚሩ፡፡ ባና ብርሃን ዝሓዘለ ጨራታት ጸሓይ፡ ንዘሰንጠቕ ሰናጢቑ፡ ንዞግላህ ገላሊሁ፡ "መጻእኩ" ክብል ከምዝጀመረ ንምብሳር፡ ገለ ኣዕዋፍ ድሮ ብጦኹርናዕን መዛሙረን ጀሚረን፡፡ ጥዑም ዜማ እዩ፡፡ ብፍላይ ነተን ኣብቲ ድቕድቕ ጸላም ጥዑም ሕልምታተን ከሳሲያ ዝሓደራ ነፍሳት፡ ባህጊ ለይተን ብቐትሪን ብጋህዲን ንኸካውና ዝበራብራሉ፡ እዋን ንቕሎ ምቕራብ ዘበስር እዩ፡፡ ናይ ምንባር ወኒ ዳግማይ ዘለዓዕል፡ ሓድሽ ተስፋ ዝሓዘለ ቃና ከኣ ኣለዎ።

ብድሕሪ'ዚ ናብ መዛዘሚ ምዕራፍ ናይ'ታ መጽሓፍ ከምዝተቓረብኩ ተሰወጠኒ'ሞ፡ እቶም ኣብቲ መስርሕ ጨቢጠዮም እየ ዝበልክዎም ሓሳባት ኣሕጺረ ክጸሚምቖም ፈተንኩ፡፡ እዋይ ክኹብድ! መደምደምታ ናይቲ ውሽጣዊ ሰውራ ምኻኑ እዩ፡፡ ብኸም'ዚ ዝሰዕብ ዝተጸምቁ ሰለስተ ምዕራፋት ዝሓዘ ኮይኑ ከኣ ተራእዩኒ'ሞ፡ ኣሰፊርክዎ፡፡ "ወዲ ሰብ ኣብ ሰውራ እንድሕሪ ኣትዩ፡ መጀመርታ ነታ ዝሓዛ መበገሲት ሓቂ ከዐውት ኑቲ ጸላእየይ ዝብሎ ክስዕር ይጋደል፡፡ ብድሕሪኡ ኣብ ካልኣይ መድረኽ፡ ንገዛእ ርእሱ ክስዕር ይቃለስ፡፡ ማለት፡ ርትዒን ስምዒትን ከገናዝብ ይጅምር፡፡ እንተላይ ኑቲ ጸላኢየይ ዝብሎ ዝበረ ኣካል ድማ፡ ብዓይኒ ፍቕሪን ድንጋጸን ይሪኦ፡፡ ኣብ ሳልሳይ መድረኽ ምስ ደየበ፡ እቶም ስምዒታቱ ግቡእ መኣዝኖም ይሕዙሉ፡፡ ብድሕሪኡ ኣብ ጉዕዞኡ ዓጋቲ የብሉን፡፡"

ኣብ መስርሕ ናይዛ ንምዝዛማ ዝኸበደትኒ ዕንኪላሎ መጽሓፈይ፡ ብዙሕ ገለጸ ክበጽሖ ዘይክእል ነገራት ከምእተማሃርኩ፡ ይፍለጠኒ፡፡ ሰብ ብምኻነይ ካብ ጉዕዞይ ትምህርቲ ክቐስም ንቡር እዩ፡፡ እቲ ልዕሊ ኩሉ ዝገርም፡ ነዘን ከስፍረን ዝፈተንኩ ነኣሽቱ ዝመስላ ሓሳባት ከሰምሩ፡ ነርባዕተ ሓሙሽተ ዕቑዳት ብዘይምሕላል ዝጋደሉ ሰባት ምስትውዓለይ እዩ፡፡ እዋይ ደኒኖም ክኸእልዎ፡ ንሓሳቡቶም ተገዚኦም ክኸእልዎ! ኣደ ወሊዳ ትምከን፡፡ ኣብ ቅድሚኦም ቀይመ ነዛ ኑብሰይ ክሪኣ እንተፈተንኩ፡ ኣመና ቐንጺባትኒ፡፡ እተን ዓመታት ትዕግስተይ እንተቖጸርክወን'ሲ፡ ውሒደናኒ፡፡ ግን ከኣ እቲ ጉዕዞ ጣዕሚ ኣለዎ፡፡ ካብ ዕለት ናብ ዕለት ክትልብዎ ኢልካ ትወፍር እሞ፡ ኑቲ በጺሕካዮ ዘሎኻ ደረጃ ቀደም ዝበሰሉ ሰባት፡ ኣብኡ ኣብቲ በሪኽ እትብሎ ሰፍራ ይጸንሑኻ፡፡ "እዞም ሰባት'ሲ እንቋዕ ናትና ኮኑ፡ እንቋዕ ካብኣቶም ተፈጠርና፡" ድማ ትብል፡፡

ነታ መጽሓፈይ ግን፡ መዛዘሚ ዝኾና ቃላት ሰኣንኩላ፡፡ በርቲዑኒ፡፡ እው፡ ከም ተማሃራይ መጠን በርቲዑኒ ምባል ጸቡቕ እዩ፡፡ ኣብታ መደምደሚት በጺሕካስ፡ ዕንድ! ምዕናድ ድማ ከቢድ እዩ፡፡ ፓውሎ ኮለዮ ዝተባህለ ደቡብ ኣመሪካዊ ጸሓፊ፡ "ደቂ ሰባት ኣብ መሳልል መንገዲ ናብ ዓውቶም፡ ነተን ሰለስተ ቀዳሞት ምዕራፋት (ቡቲ ናቱ መሳልል) ብጽቡቕ ይኸድወን እሞ፡ ኣብታ ራብዐይትን መዛዘሚትን ምስበጽሑ ይሕርብዮም፡፡" ይብል፡፡ እሞ ድማ፡ ነታ ሰጉምቲ እቲኣ ምስከድዋ መዐውቲዮም ምኻና ፍሉጥ እናኾነ፡፡ ኣብዛ ነጥቢ እዚኣ ዘሎ ምዕናድ ዝፈተኖ ይንገረሉ፡ ኢልና ንሕለፎ፡፡ እንተ ኣነ ግን፡ ነታ መጽሓፈይ መደምደምታ ዝኾና ሐደት ቃላት ይደሊ እየ ዘለኹ'ሞ፡ ሃየ ዝረኸበ እንተሎ፣ ብዘይ እተን ቃላት፡ እታ መጽሓፍ ተነቢባታ ትሕቲ ዜሮ ኮይኑ እዩ ዝረኣየኒ፡፡ እተን ሐደት ቃላት፡ ክንድታ ምልእቲ መጽሓፍ ስለዝቖጽረን እየ ድማ፡ "መጽሓፍ ዝረኸበ እንተሎ፣" ብምባል ኩሓትት ዝመረጽኩ፡፡



# መፍትሕ ሓባራዊ መረዳእታ

ዳንኤል ጊላይ

ሓሳባት ኣእምሮኣዊ ሓይሊ'ዮም። ነፍሲ-ወከፍ ሓሳብ ድማ ናቱ እምነ ኩርናዕ ኣለዎ። እቲ ሓሳብ ግን ካብ ዘየለ ነገር ተቦጥቂሉ ዝመጽአ ዘይኮነስ ካብ ውሽጢ እቲ እምነ ኩርናዕ ብዝተበገሰ ዕሙቕን ርቕቕን ዝበለ ፍልስፍና እዩ መጺኡ። ደቂ ሰባት፣ ጥንታዊ ስልጣኔታት ክምስርቱ እንከለዉ፡ ውትሩ ሓደስቲ ሓሳባት እናኣፍለቑን እናረቀቑን ብምፍልሳፍ እዮም ደረጃኦም ዘመሓየሹ ነይሮም።

ፍልስፍና፡ ካብ ዘመን እቲ ህቡብ ግሪኻዊ ፈላስፋ ሶቅራጠስ ጀሚርካ ክሳብ እዚ ዘለናዮ ዘመን፡ ኣዝዩ ብዙሕን ነዊሕን ሕልኽላኻት እዩ ሓሊፉ፤ ከም በዓል ግሪኻዊ ፍልስፍና፡ ምዕራባዊ ፍልስፍና፡ ዓረባዊ ፍልስፍና፡ ህንዳዊ ፍልስፍናን ቡድሃዊ ፍልስፍናን ዝኣመሰሉ ፍልስፍናታት፣ ነቲ ጥንታዊ ስልጣኔታት ወድ ሰብ ኣብ ምብላሕን ናብ ሓደ ሓባራዊ መረዳእታ ኣብ ምብጻሕን ዝተጻወትዎ ተራ ኣዝዩ ልዑል ኮይኑ፣ ሕላገቱ ክሳብ ሕጂ ከይሃሰሰ ይቕጽል ኣሎ።

ኣብ ኩሉ ኩርናዓት ዓለም እዞም ዝተጠቕሱ ፍልስፍናታት ክህልዉ እንከለዉ፡ በንጻሩ ግን ኣብ ኣህጉር ኣፍሪቃ፡ ከም በዓል ኡጃማ፡ ባንቱ፡ ነግሪትዩድን ኡቡንቱን ዝኣመሰሉ ጥንታውያን ፍልስፍናታት ንኣዝዩ ሓጺር እዋን ተቐልቂሎም እዮም። ድሕሪ እዞም ዝተጠቕሱ ጥንታውያን ፍልስፍናታት ዝተቐልቀለ ዘመናዊ ፍልስፍና ድማ፡ ብዓለምለኻዊ ደረጃ ስነ ሓሳብ ማሕበርነት ኣብ ጥርዙ በጺሑሉ ኣብ ዝነበረ እዋን፡ ንሓጺር እዋን ኣብ ሰሜናዊ ክፋል እዛ ኣህጉር ብ ፍራንትዝ ፋነን ዝተባህለ ህቡብ ኣልጀርያዊ ፈላስፋን ኣብ ምዕራባዊ ክፋላ ድማ ብ ክዋመ ንክሩማ ዝተበገሰ መላእ ኣፍሪቃውነት ዝበሉ ፍልስፍናታት ተኣታትዮም። እንተኾነ ግን ፍራንትዝ ፋነን ቀልጢፉ ስለዝሞተን ክዋመ ንክሩማን ከኣ ካብ ስልጣኑ ስለዝተኣልየን፡ እዛ ጨሪራ ዘመናዊ ፍልስፍና ኩተፍልስ ዝጀመረት ኣህጉር ብኣግኡ እያ ተቓጺያ። እቲ ናብ ሓደ ደረጃ ስልጣኔ ኩብጽሓ ይኽእል እዩ ተባሂሉ ዝተዘርበሉ ዘመናዊ ፍልስፍና ፍራንትዝ ፋነን፡ መላእ ኣፍሪቃውነት ናይ ክዋመ ንኩሩማን ድማ ነዊሕ ከይጸንሐ ህልም በሉ። ካብዚ ኣብ ዓለምና ዘሎን ዝነበረን ጽልዋ ፍልስፍና ተበጊስና እምበኣር፡ ብደረጃ ሃገር ዘሎና ተገዳስነት ኣብ ልዕሊ ፍልስፍና ምስንፍትሽ ዳርጋ ዜሮ እዩ ክንብል ኢኻ ትደፍር።

ሕብረተ ሰብ ኤርትራ፤ ብፍላይ ለኣ መንእሰያት ሎሚ፡ ኣብ ልዕሊ ፍልስፍና ዘለዎም ጽልእን ኣረኣእያን (ካብ ምንታይ እዩ በቓሉ እንድዒ!) ኣዝዩ እዩ ዘተሓሳስብ፤ ካብዚ ክቱር ጽልኢን ኣረኣእያን ብምጋስ ከኣ ፍልስፍና ማለት "ካብ ጻጸ ቁማል ከም ምቑማል" ገይሮም እዮም ዝሓስብዎ። ካብዚ ዝተበገሰ እዩ እምበኣር ንሓደ ፍልስፍና ዝፈትን ዝፈላሰፍን ሰብ፡ ከም ሓደ ኣዝዩ ፍሉይን ካብ ሓዲድ ሕብረተሰብ ከም ዝወጽአ ገይሮም ዝጥምትዎ። እቲ ዝገደደ ከኣ'ሞ፡ ነቲ ዝፈላሰፍ ሰብ፡ እቶም ኣብ ነፍሲ ወከፍ ኩርናዕ ሂወቶም ዝጥቀምሎም ሓሳባት፡ ካብ ሓደ ዕሙቕ ዝበለ ፍልስፍና ከም ዝበቖሉ ከይፈለጡ ንሓደ ዝፈላሰፍ ሰብ፡ "እንታይ እንዳሓሰብካ ኢኻ ትፈላሰፍ?" ክብልዎ ከለዉ፡ ነቲ ፍልስፍና ዝበሃል ኣምር ማዕረ ክንደይ ካብ ኣእምሮኦም ከምዝረሓቐ ክትርድእ ትኽእል።

ናይ ነገር ፍልስፍናን ፈላሰፋታትን፡ ነቲ ከም እምነ ኩርናዕ ዝተጠቐምናሉ መበገሲ ኣምር፡ እንተተኻኢሉ ኣኹሊልካ ኣኹሊልካ ናብ ሓደ ሓባራዊ መረዳእታ ንምብጻሕ፡ እንተዘይተኻኢሉ ከኣ ነቲ ኣምር ኣብ ዘለዎ ጠልጠል ኣቢልካ ካልኦት ኣብቲ ዓውዲ ዝኮጥፉ ኣካላት ምግዳፍ እዩ። እዚ ዓውዲ እዚ ግን ምስ ኩሉ ብልጫታቱ ኣብ ሃገርና እንተ ብሰሪ ስእነት መንቋሕቋሒታ እንተ ከምቲ ቀዳሞት "ጸረ ሃይማኖት" ኢሎም ዝወገዝዎ ኣዝዩ ጽሉእን ፍንፉንን ካብ ኮነ፡ ናብቲ ንደልዮን ንበህጎን ደረጃ ንምብጻሕ ይከኣል'ዶ ይኸውን?

ኣብ መወዳእታ፡ ጥቕሚ ናይዚ ኣካል ጥበብ ዝኾነ ዓውዲ ዝተዓዘቡ ገለ ካብ ዓበይቲ ፈላሰፋታት ዓለምና ብዛዕባ ፍልስፍናን ጥቕሙን ዝተዛረብዎ ዓበይቲ ብሂላት ምስእንዕዙብ፡

"ኣብ ፍልስፍና ዘድሃብክሉ ምኽንያት ንዓለም ብግቡእ ክርድኣ ብምባል'ዩ" - በርትራንድ ራሰል

"ፍልስፍና ክውሕድ ከሎ ፋንታዝያ (ሕልሚ ወይ ከኣ ዓጀውጀው) ይበዝሕ" - ኣሪስቶትል

"ኣብ ዘይትፈላሰፈሉ ህይወት ምንባር ፋይዳ የብሉን" - ሶቅራጠስ

"ፍልስፍና ኣብ መዓሙቕ ባሕሪ ከምዝሕንበስ ኣዝዩ ክኢላ ሓምባሳይ እዩ" - ኮምተ ስፖንቪለ

"ፍልስፍና ንምውዕዋዕ ንዓየ" - ዴድሮት

## ሃብሮም

# "ኣብ ሕልምኻ እንተርኢኻዮ፡ ክትጭብጦ ኢኻ"

ኣንገሶም ዮሴፍ

ግቡእ ፍልጠት ምስ ዝህልወካ፡ ብሉጽ ስራሕ ክትዓዩ ዝዓግተካ የለን። ኣብ መፍረ መድሃኒት፡ ጥዕና ብዋጋ መኽሰብ ኣይትመንን፡ ክኸስር ዝደሊ ዋኒን ድማ የለን። ብቐንዱ'ውን ዕላማ ፍርያትካ ኣድማዕን ውሑስን ክኸውን ኣለዎ። ነዚ ዕማም ንምትግባር እቲ ሓላፍነት ኣብ እንግድዓ መንእሰያት'ዩ። ካብ'ቲ ዝተሓተ ክሳብ'ቲ ዝዓበየ ጽፍሕታት ሓላፍነት ተመዚዞም ብሞያኦም ክሰርሑ ክትርኢ ድማ ትቐንእ። የግዳስ ምርኣይ ምእማን'ዩ፡ ንዝኣመንካሉ ምድናቕ ዘጽላእ ኣይመስለንን።

ዘይሓልም የለን፡ ንሕልምታቱ ዝጭብጥ ግና ዕዉት'ዩ ዝብል ኣተሓሳስባ ይድግፎ'የ። ክንደይ ድዮም ሕልሚ ስኢኖም ኣብ ፈቐዶ ዘወን ክብሉ ዝውዕሉ። እቲ ምንታይ ንዝሓለምካዮ ኢኻ ትደልዮ፡ ንእትደልዮ ክትረኽቦ ኣየጸግምን። ስለዚ ዘይትኾኖ የለን፡ ዘይትረኽቦ የለን፡ ዘይጭብጦ'ውን የለን። እዚ ግና ንእትሓልሞ ክትረኽቦ ስጉምቲ ምስእትወስድ ጥራይ እዩ። ትልኽ እናበለ ናብ ቀቢጸ ተስፋ ዝመርሓካ ክህሉ የብሉን። ምርጫኻ ንምርካብ ቀራጽ ውሳነ ክትወስድ ትሕተት። ዝኾነ ሰብ ዝዓበየ ናይ ፈጠራ ማሽን ምኳኑ'የ ዝኣምን። ዓለምና በጺሓቶ ዘላ ስልጣነ ብሰብ'ዩ ተሰሪሑ። ነዚ ንምትግባር ኣብ ቅድሜኻ ሕልሚ ክህልወካ ኣለዎ። ንሕልምኻ እንተረኺብካዮ ግርም፡ እንተሳኣንካዮ'ውን ዝብሎ የብሉን መምሃሪኻ ስለዝኸውን። ካብ ድኽነት ድንቁርናኻ፡ ሓራ ዘውጽኣካ ፍልጠት እዩ። ንፍልጠት'ካ ብናጻ ክትረኽቦ እናኽኣልካ፡ ዘይምጥቃሙ ግና ኣበሳ ኣብ ልዕሊ ሰብነትካ ትፍጽም። ኣብ ትካል ኣዘል ብዝተፈላለየ ሞያ ብፍልጠት ዝተጠርነፉ መንእሰያት እየ ረኺበ። እዚ ጸጋ ኸኣ ብቐሊል ዝተረኽበ ኣይኮነን።

ኣብ ትካል መፍረ መድሃኒት ኣዘል፡ ኣብ ክሊ ዕድመ መንእሰይ ጥራይ ዝርከቡ ብዙሓት ምስ ረኣኹ ንመን ከምዘዕልል'ዩ ሓርቢቱኒ። ኣብ ነፍሰ-ወከፍ ዝኣተናዮ ክፍሊ፡ ዓይኒ ካሜራታት ናብ'ቶም ኣብ ስራሕ ኣተኲሮም ዝሰርሑ ዝነበሩ ጥራይ ኮይኑ። ኣነ'ውን ብስእለ ሕልናይ ኣብ መናድቕ ኣእምሮይ እልቢ ዘይብሉ ስእልታት ኣትረፍኩ። ካብቲ ዘመናዊ ህንጻታት፡ ብዘመናዊ እዋናውን መሳለጥያታት ተሓጊዞም ስርሖም ኣብ ምኽያድ ነይሮም። ኣብቲ ኩሉ ዝረኣኽዎ ዕዮታት፡ ሙብዛሕትኦን ደቂ-ኣንስትዮ ብምንባረን ካልእ ዝመሰጠኒ'ዩ ነይሩ።

ኣፍራዩ ክትከውን ዓቕሚ የድልየካ። ዓቕሚ ክህልወካ



እንተኾይኑ ድማ ነቲ ዝድለ ረቛሒታት ከተማልእ ይግባእ። ዝበቕዐ'ዩ ዝምረጽ፡ ዝተመርጸ'ውን ይዓቢን ይሰርርን። ኣብ ህይወት ቅልስ ክህሉ ግድነት'ዩ፡ ሕርያኣ ድማ ናብቲ ዝበቕዐ ጥራይ'ዩ። ምንባር ውድድር'ዩ፡ ዓቕሚ ዘይብሉ ናብ መድረኽ ውድድር ኣይመጽእን፡ እንተመጽአ ኸኣ ዓቕሙ ይድርቶ። ኣንፊ ዘረባይ ይስወጠኩም እንተሎ፡ ግርም እንተዘይቀደወ'ውን ኣገዲደ ጉስምዎ ኣይብልን። ኣብ ትካል መፍረ መድሃኒት ኣዘል ዝዓዩ ኩሉ ዝበቕዐ'ዩ። ስለዝኾነ ድማ'ዩ ንመን ሓቲትካ ንመን ከምትትርፍ ዝጠፍኣካ። ነፍሰ-ወከፍ ሰራሕተኛ ኣብ ልዕሊ ስርሑ፡ ካልእ ዝዓበየ ሓላፍነት ይስከም። ንሱ ድማ ኣብ መስርሕ መፍረ መድሃኒት፡ ንእሽተይ ጌጋ ካብ'ቲ ዝደቐቐ ክሳብ'ቲ ዝዓበየ ህይወታውን ፊናንሳውን ክሳራታት ከስዕብ ስለዝኽእል። ኣድማዕነት ናይ'ቲ ዝዓያኦ

ዕማማት እነሀለ ብቕዓቱ ኣመስኪሩ ዕዳጋታት ተቐጻጺሩ ኣሎ። ካብ'ቲ ዕላላቶም ገለ ቁንጭል ኣቢለ ናባኹም ከብሎ እየ፥

መንእሰይ ፍትዊ ዓንደ፡ ብዓውዲ ከሚካል ኢንጂነሪን ተመሪቑ። ኣብ ክፍሊ መፍረ መድሃኒት ኣዘል ከም ግዝያዊ ኣካያዲ ኩይኑ ስርሑ ይዓምም ኣሎ። መንእሰይ ፍትዊ "ቀንዲ ዕላማ ክፍሊ መፍረ መድሃኒት



ብቑዕን ውሑስን ዝኾነ መድሃኒት ብርትዓዊ ዋጋ ናብ ተገልገልቲ ንምቕራብ እዩ። ኣድማዕነት ናይ'ቲ መድሃኒት'ውን ውሑስ ክኸውን ይግባእ። ዝኾነ ሕሙም ነቲ መድሃኒት ብምውሳድ ክፍወስ ክኽእል ኣለዎ። ዓለምለኻዊ ደረጃታት ብዘማልእ ብቕዓቱ ዝተረጋገጸን ቀጻልነት ዘለዎን መድሃኒታት'ዩ ቀንዲ ዕላማ ናይ'ዚ ክፍሊ። ክሳብ 50 ዝኾኑ ዓይነታት መድሃኒት ነፍሪ ኣለና። እዞም መድሃኒታት ብሚኒስትሪ ጥዕና ንዝተፈላለዩ ሕማማት ክፍውሱ ተባሂሎም ዝተረቑሑ እዮም። ነዚ መድሃኒታት ንምፍራይ ዝበቕዑ ማሽነሪታት'ውን ኣለዋ። እዘን ማሽነሪታት ነቲ ብዓለም-ለኻዊ ደረጃ ዝቐርብ መማዘኒታት ዘማልአ እየን። ክፍሊመፍረ መድሃኒት ኣርባዕተ ንኡሳን ጨናፍር የጠቓልል። ደረቕ መድሃኒታት ወይ ከኒና ዘፍሪ፡ ፈሳሲ ወይ ሽሮቦታት ዘፍሪ፡ ጸረ-ነብሳት፡ ክፍሊ ጽገናን ምህንድስናን እየን። ዓቕሚ ናይ'ዚ ክፍሊ መፍረ፡ ብሓፈሻ ክረአ እንከሎ ክሳብ ክልተ ሚእቲ ሚልዮን ከኒናታት ኣብ ዓመት ከፍሪ ይኽእል። ኣስታት 50 ሚልዮን ካፕሱላትን (ናይ ከረጺት) 3 ሚልዮን ጸረ-ውጽኣት መድሃኒት ከፍሪ ዓቕሚ ኣሎ። ልዕሊ ሓደ ሚልዮን ሽሮቦታት'ውን ከፍሪ ይኽእል። እዚ እቲ ዓመታዊ ከፍርዮ ዝኽእል ዓቕሚ ትካል ኣዘል እዩ" ድሕሪ ምባል መንእሰይ ፍትዊ፡ ነዚ ኹሉ ኣብ ግምት ብምእታው፡ እቲ ንዕኡ ከፍሪ ዝኽእል ዓቕሚ-ሰብ ፍልጠት ዝተጠርነቐን ምስ ተክኖሎጂ ብቑጻሊ ክዓብን ክመሃርን ስለዘለዎ፡ ብደረጃ ትምህርትን ተመኩሮን ዝበለጹ ኣባላት ከምዘለዉ የረድእ። ኣስዒቡ ኸአ ብመሰረት ጠለብ ሚኒስትሪ ጥዕና እቲ ክፈሪ ዝኽእል መድሃኒታት ከምዝፈርን፡ ቀንዲ ዕላማ ናይ'ዚ ፍርያት ንሰደድ ዝዓለመ ምዃኑን ኣብሪሁ። ኣብ'ዚ ቀረባ ግዜ ምስ ሱዳን ሓድሽ ዝምድናታት ከምዝተጀመረ፡ መድሃኒታት ፍርያት ኣዘል ከአ ክሳብ ሞዛምቢክ ይሰደድ ከምዝነበረ ይሕብር። "ኣብ ናይ ደገ ዕዳጋታት ተወዳዳርን ብቑዕን መድሃኒት ንምስዳድ ክንሰርሕ ኢና። ብሓፈሻ ሰራሕተኛ ናይ'ዚ ትካል ብሞያኡ'ዩ ዝሰርሕ ዘሎ። ናይቲ ትካል ረብሓታት ድማ "ዝኾነ ሰራሕተኛ ዓቕሙ ክፍትሽን ቀሲኑ በቲ ዝተማህረሉ ዓውዲ ኣፍሪዩ ክኸውንን፡ ነቲስራሕ'ውን ክነጣጠፈሉን ሓደስቲ ምህዞታት ከምጽእ ይሕግዞ" ይብል።

መንእሰይ ጉብረዮናስ ፍቓዱ፡ ብዓውዲ ምህንድስና ስነ-ቀመማት ኣብ ኮሌጅ ማይ-ነፍሒ'ዩ ትምህርቱ ዛዚሙ። ኣብ ትካል ኣዘል ከም ሰራሕተኛ ካብ ዝቖጸር ድማ ድሮ 4 ዓመት ኮይኑ ኣሎ። ኣብ ክፍሊ ጸረ-ነብሳት (Anti-biotics) ከም ሓላፊ ክፍሊ ኮይኑ ይሰርሕ ከምዘሎ ኣዕሊሉና። ዝተማህሮ ዓውዲ ምስ'ዚ ናይ መፍረ መድሃኒት ስለዝተሓሓዝ



ኣብ ትካል ኣዘል ዝሓሸ ዕድል ረኺቡ ብሞያኡ ይሰርሕ ኣሎ። ዝተማሃረሉ ዓውድን ዝሰርሓሉን ኣዘዮም ተዛመድቲ እዮም። ምኽንያቱ ኣብ መፍረ መድሃኒት፡ እቲ ብቐዳምነት ዝጥቀስ ሚዛን ናይ'ቲ ጥረ-ነገራት ብግቡእ ክሕሎ ስለ ዘለዎ። መንእሰይ ፍቓዱ ከም ዝገለጾ፡ ንመስርሒ መድሃኒት ዝኸውን ጥረ-ነገራት ኣዝዩ መርዛም፡ ክቀትል ክፍውስን ዝኽእል'ዩ። እዚ ናይ ምቅማም ኣገባብ ብግቡእ ምስ ዘይካየድ ከስዕቦ ዝኽእል ጉድኣት ብቐሊሉ ዝግመት ኣይኮነን። ስለ'ዚ ነቲ ቀማማት ብዝግባእ ኣለሊኻ መድሃኒት ብምስናዕ፡ ኣድማዕነትን ኣኽሱብትን ዝኾኑ መድሃኒታት ንምፍራይ'ዩ እቲ ቀንዲ ዕላማ። ስለ'ዚ ትካል መፍረ መድሃኒት ኣዘል ኣብ ከምዚ ዓይነት ዋኒን ዝነጥፍ ስለዝኾኑ፡ ልክዕነትን ብቑዕነትን ከም ዝጠልብን፡ ነቲ ዝተማህረሉ ዓውዲ ግቡእ ባይታ ዝፈጥር ኮይኑ ከምዝረኸቦንኣዕሊሉና። ብተወሳኺ ድማ "ነቲ ብክልሰ-ሓሳብ ዝቐሰምካዮ፡ ኣብ ባይታ ብተግባር ስለ እትርእዮ ብቕዓት እናደለብካ ኢኻ ትኸይድ። ምስ ግዜ ድማ ኩሉ'ቲ ኣገባባት ናይ መፍረ መድሃኒት ብግብሪ ትሰርሓሉ። ካብዚ ዝዓቢ መኽሰብ ድማ ክህሉ ኣይክእልን።" ይብል።

ኣድማዕነት ናይ ሓደ ምሁር፡ ኣብ ሓዲድ እቲ ዝሰርሓሉ ዘሎ ሞያ ክትዕዘቦ ትኽእል። ኣበርክቶኡ ኣብ ዝዓየዮም ዕውታት ዕዮታት ክንጸባረቕ ትርእዮ። ኣሕፈሽካ ክረአ እንከሎ ህይወት ምህሮ'ያ፡ ኣብ ስራሕ'ውን

ከምኡ። ፍልጠት ስለዝቐሰምካ ጥራይ ነጢቡ ክመጽኣካ ዝኽእል ማና የለን። ነቲ ዝፈለጥካዮ ብግቡእ ኣብ ባይታ ምስ እትሰርሓሉ፡ ሽዑ'ዩ'ም ልፍንቲ ፍልጠትን ግብርን ናብ መንገዲ ዓወት ሒዞሙኻ ዝጋልቡ። "ኣብ ምስናዕ መድሃኒት ብሞያይ ክሰርሕ እንከለኹ፡ ሰባት ብእተፍርዮ መድሃኒታት ክፍወሱኽትርኢ ካብኡ ዝዓቢ ዕግበት የለን" ክብል ድማ ዕግበቱ ይገልጽ።

ኣብ'ቲ ትካል ዝተዓዘብክዎ ምውርራስን ምትሕልላፍን ተመኩሮ፡ ሰሪጹ ዘሎ ባህሊ ስራሕ ንምግማቱ ኣየሸግርን። ዝዓጠቕካዮ ፍልጠት ምክፋል፡ ነቲ ንዕዮ ኣዝዩ ከምዝፋኹስ ካብ'ዞም መንእሰያት ክትርዳእ ትኽእል። እዚ ኣብ ኩሉ ክሰርጽ ዘለዎ ባህሊ'ዩ፡ ከሰርጾ ዝኽእል ድማ ባዕሉ'ቲ ኣብ'ዚ መድረኽ ዘሎ'ዩ።



ትበስል። እቶም ቅድመኻ ዝጸንሑ፡ ዘሕልፉልካ ተመኩሮ ብቐዕ ኮንካ ክትወጽእ ይሕግዘካ። ነቲ ዝቐሰምካዮ ክልሰ-ሓሳባዊ ፍልጠት፡ ምስ'ቲ ኣብ ባይታ ዝጸንሓካ ኣወሃሂድካ ብቐዕ ስራሕ ክትዓዪ ዘጸግም ኣይኮነን። መንእሰይ ገነት፡ ኣብ ብቕዓት መድሃኒት እትምርምር ክፍሊ ዝዓበየ እጃማ ከተበርክት ጸኒሓትና። እቲ መድሃኒት ኣብ መንጎ መስርሕ ወይ ከኣ መስርሕ መፍረ ምስተዛዘመ ዝትግበር ኣገባባት መርመራ ብቕዓት እዩ። ነዚ ናይ ምትግባር ሓላፍነት ድማ ኣብ እንግድዓ ናይ'ዛ መንእሰይን መሳርሕታን እዩ። "ሓደ መድሃኒት ብቑዕ ዘብሎ እንተሎ፡ ጽሬቱ፡ ውሕስነቱን ኣድማዕነቱን ምኻኑ" ድማ መንእሰይ ገነት ትገልጽ። ነዚ ንምትግባር ድማ ብዙሕ ኣገባባትን ዝተፈላለየ መሳርሒታት ኣሎ። መሳርሒታት ንበይኑ ግና ትርጉም የብሉን። ንዑ ብዝግባእ ዝሰርሓሉን ምስኡ ዝዳረግ ፍልጠት ዘለዎ ጸጋ-ሰብ የድሊ። እዛ መንእሰይ በቲ ዓለም-ለኻዊ ደረጃ መዕቀኒታት ዘለዎ መሳርሒ ብቕዓቱ ዝተረጋገጸ መድሃኒት ኣብ ምፍራይ ምስ ብጾታ ክትዓዪ ምስ ረኽብናያ ዝስመዓካ ዕግበት ነዓኹም'ውን ይስመዓኩም ኣሎ። "ኣብዚ ኩሉ መስርሕ ጸገማት ኣየጋጥምን ማለት ኣይኮነን፡ ነቲ ጸገማት ብቅልጡፍ ኣለሊኻ ናብ ውሳኔታት ትበጽሕ። ምኽንያቱ ድሕነት ተጠቀምቱ ከተውሕስ ዝዓበየ ሓላፍነት ስለዘለካ" ትብል።

መንእሰይ ገነት ብርሃነ፡ ሓንቲ ካብ ክኢላታት ፋርማሲ ኣብ ትካል ኣዘል እያ። ፋርማሲ እንታይ ምኻኑ ኣፈፍኖት ናተይ ድሩት'ዩ ነይሩ። ፋርማሲ ክበሃል እንከሎ ኣብ ክልተ ይምቀል፡ ክሊኒካልን ኢንዱስትርያዊን ተባሂሉ ይፍለ። እቲ ብክልሰ-ሓሳብ ዝተማህረቶ፡ ኣብ ትካል ኣዘል ብግብሪ ትሰርሓሉ ከምዘላ ትገልጽ። ዛራ ናይቲ ስራሕ ምስ ብዙሕ ዓይነት ሞያ ዘለዎም ክኢላታትከምዝራኽባ'ውን ትውስኽ። ዝኾነ ሰራሕተኛ ክጅምር እንከሎ ዝወስዶ ስልጠናታት ኣሎ። ዓለም-ለኻዊ ደረጃ ዝጥቀሙሉ ቅቡል ናይ ምፍራይ ኣገባባት ስልጠና ይወሃብ። ካብኡ ምስ'ቲ ናትካ ሞያ ዝሳነ ስልጠናታት'ውን ትወስድ። መንእሰይ ገነት'ውን ናይ ላባራቶሪ ስልጠናታት፡ ዓለም-ለኻዊ ዝኾነ ናይ ላባራቶሪ ኣገባባት (good laboratory practices) ስልጠናታት ከምዝወሰደት ትገልጽ። ኣብ ስራሕ ክትቁጸር እንከለኻ፡ ዘለካ ሰርቲፊከት ዘይኮነ እቲ ክትክትሎ ዘለካ መምርሒታት'ዩ ብቕዳምነት ዝሰራዕ። ምስ ተመኩሮ ምድላብ፡ ኩልኻ ኣብ ሓደ ቁራዕ ፍልጠት

መንእሰይ ኤፍሬም ዑቕባዝጊ፡ ክፍሊ ምቁጽጻርን ምርግጋጽን ብቕዓት። ብሞያ ከሚካል ቴክኖሎጂ ድሕሪ ምምራቑ ኣብ 2014 ኣባል ሰራሕተኛ ትካል ኣዘል ኮይኑ ተቆጺሩ። ኣብዚ ትካል ከም መርማሪ ምቁጽጻር ምርግጋጽን ብቕዓት ኮይኑ ይሰርሕ። ኣብዚ ክፍሊ ኣርባዕተ ኣሃዱታት ከምዘለዋ'ዩ ንሱ ዝሕብር። Starting and Packaging ዝበሃል ኣሃዱ፡ ነቲ ተገዚኡ ዝመጽእ ጥረ-ነገራት ብቕዓቱ፡ ኣብ ላባራቶሪ ኣኣቲኻ ትምርምሮ። መንነት ናቱ ክትፈልጦ'ውን በዚ መስርሕ እዚ ክሓልፍ ኣለዎ። ካብኡ ናብ መስርሕ መፍረ ይኣቱ። እዚ መስርሕ ካብቲ ምትሕውዋስ ጀሚሩ ክሳብ Blistering ይዝርጋሕ። መድሃኒት ኣብዚ መስርሕ እንከሎ  ብቀጻልን ብጽዑቕን መርመራ ይካየደሉ። ማይክሮ-ባዮሎጂ (Micro-biology) ነቲ ኣብ መድሃኒት ክፍጠር ዝኽእል ናይ ባክተርያታት ምትሕውዋስ



ይምርምር። ኣሃዱ ድሉውነት (Stability) ድማ እቲ ዝፈረየ መድሃኒት ክሳብ'ቲ ዝወድቀሉ መቓን ግዜ ቅምሶታት ብምትራፍ መርመራታት ይካየድ። መጀመርያ ሓደ ብቕዓቱ ዝተረጋገጸ መድሃኒት ከሓልፎ ዘለዎ መርመራታት ብመንገዲ ኣብዚ ዕዮ ዝነጥፉ ሰራሕተኛታት'ዩ ዝሓልፍ። ስለዝኾነ መድሃኒት ካብ ቅድመ መስርሕ ጀሚሩ ክሳብ ኣብ ዕዳጋ ዝበጽሕ ብብዙሕ መርመራታት'ዩ

ዝሓለፍ። ነዚ ንምትግባር ዘድሊ ፍልጠት ክህልወካ ይግባእ። ስለዝኾነ እቶም መንእሰያት ጎኒ ጎኒ'ቲ ዝተመሃርዎ ካብቲ ትካል'ውን ቀጻሊ ስልጠናታት ከምዝወሃቦም ይገልጹ። መድሃኒት ኩሉ ግዜ ናይ ጥቅምን ጉድትኣን ባህሪ ኣለዎ። "ስለዚ ንተጠቀምቲ ኣውራ ድማ ንህዝብና ክትፍውስን ክትጎድኣን ዝኽእል ሓላፍነት ትስከም። ድሕነት ህዝቢ ኣብ እንግደዓና ስለዝኾነ ብዙሕ ጥንቃቀን ጻዕርን ይሓተካ" መንእሰይ ኤፍሬም ይገልጽ።

ትካል ኣዘል ኣብ ምምልማልን መንእሰያትን ዕድላት ስራሕ ብምፍጣር ብዙሕ ዝምስጋን'ዩ። መንእሰይ ተኽለ'ውን ካብቶም ኣብቲ ትካል ዝተመልመሉን ዝተመኮሩን እዩ። ዘይብጻሕ የለን ክበሃል ይሰምዕ'የ፡ ካብ ዜሮ ነቂልካ ኣብ ዝብጻሕ ክትብጽሕ ኣብ ዕላል ናይዚ መንእሰይ ሪኤየ። ናብቲ ትካል ክመጽእ እንከሎ ዝኾነ ፍልጠት ኣይነበሮን። ይኹን ደኣ'ምበር ባይታ እንተረኺብካ፡ ዘይብጻሕ የለን።ኩሉ ኣብቲ ትካል ዝዓዩ መንእሰይ ነቲ ዝተማህሮ፡ ናይ ምትሕልላፍ ሓላፍነት ኣለዎ። ነቲ ብነጻ ካብ ብጾትካ ዝቀሰኻዮ ተመኩሮ፡ ነቶም ብድሕሬኻ ዝመጹ ክተመሓላልፍ ግዴታ እዩ። ሓላፍን ተራን ዝበሃል ኣምር የለን። ኩሉ ኣብ ሓደ ህርመት ስራሕ ብሓደ ልቢ ይዓዩ። ክፍሊ መይንተናንስ ናይቲ ትካል ብቀዳምነት ዝጥቀስ ዕዮ እዩ። ምኽንያቱ ኣብ



መፍረ መድሃኒት ዝተመጻረየ ማይን፡ ግቡእ ምቁጽጻር ኣየረን ክህሉ ስለዝግባእ። ነዚ ብግቡእ ንምዕያይ ድማ ሓላፍነት ናይቶም መንእሰያት እዩ። ነዚ ንምትግባር ደሊቦሞ ዘለዉ ተመኩሮ፡ ብቁዕን ኣድማዕን መድሃኒት ኣብ ዕዳጋታት ሃገርና ብቀሊሉ ክንረክብ ኣኺኢሉና ኣሎ።"ኣብዚ ትካል ክመጽእ እንከለኹ ዋላ ሓንቲ ኣፍልጦ ኣይነበረንን፡ ክመሃር ንዝደሊ ግና ዝዓበየ ኮሌጅ ኣብዚ ኣለዎ" ብምባል ድማ መንእሰይ ተኽለ ይዛረብ።

መንእሰይ ሳባ መለስ ኣብ ትካል ኣዘል ከም ሱፐር-ቫይዘር ክፍሊ ምዕሻግ ኮይና ግቡእ ስርሓ ከተካይድ እያ ጸኒሓትና። ኣብ 2006 ከም ግዝያዊት ሰራሕተኛ፡ ኣብ ዝቐጸለ ዓመት ድማ ቀዋሚት ብምዃን ስርሓ ጀሚራ። ኣብ ኣዘል ዝመጽእ ኩሉ ኣብ መጀመርታኡ ነቲ ትካል ጋሻ እዩ። ንባዕሉ እቲ ትካል ኣብ ሃገርና ሓድሽ ስለዝኾነ፡ ካብቲ ክብድ ዝብሎ ረቋሒታት'ዩ። ክሳብ'ቲ ዝተሓተ ስራሕ ዝዓዩ ሰብ ድማ ብዘይ ዝኾነ ይኹን ስልጠና ኣይጀምርን። ነቲ ዓለም-ለኻዊ መዐቀኒታት ዘማልእ ስልጠና፡ ንዝኾነ ሰራሕተኛ ይወሃቦ። "ዝኾነ ኣብዚ ትካል ዝመጽእ መንእሰይ ክሰርሕ'የ እንድሕሪ ኢሉ፡ ይትረፍ'ዶዝጸሓፍንዝንበብን መጻሕፍቲ ርእሱ'ውን ኣሕሊፉ ክህቦካ ዝኽእል'ዩ" ብምባል ትገልጽ። ብዘይ ዝኾነ ኣፍልጦ ናብዚ ትካል ምስእትመጽእ ክሳብ'ቲ ዝለዓለ ደረጃ ክትብጽሕ ትኽእል። ስለዝኾነ ሓቢርካ ምስራሕ፡ ኣብ ምትሕልላፍ ተመኩሮን ፍልጠትን ሓደ ብቑዕ ዝኾነ ውጽኢት የምጽእ። በዚ ድማ ኣብ መወዳእታኡ ናይ ብዙሓት ርእሲ ተኣኪቡ ሓደ ፍልጠት የምጽእ። ብቕዓት እንተ ሃልዩካ፡ ኣብ ዘይትበጽሖ ደረጃ የለን። ፖሊሲ ናይ'ቲ ትካል'ውን ነዚ ዝድርዕ'ዩ። ነቲ ዕዮ ንምዕማም ዝግባእ ተመኩሮ ዘለዎ፡ ብዙሕ ናይ ስራሕ ዕድላት ክረክብ ይኽእል። ስለዚ ኣብቲ ትካል ካብ ዜሮ ነቂላ ክሳብ ዝለዓለ



ጽፍሕታት ናይቲ ትካል ክትብጽሕ ክኢላ ኣላ። ንውልቃዊ ዕቤት ኢልካ ዘይትገብሮ የለን፡ ኢድካ ኣጣሚርካ ኣብ ሓደ ቦታ ተዓሪድካ ክትነብር ኣይከኣለን። እቲ ምንታይ ኣብ ሓደ ኩርባ ደው ኢልካ ክትነብር ኣይከኣለን። ናብ ካልእ ዝዓበየ ኣኽራናት ክትሓኩር ኣለካ። ንበይንኻ ክትብጽሖ ይኸብድ ይኸውን፡ የግዳስ ብሓባር እንተ ጽዒርካሉን ሰሪሕካሉን፡ ኣብቲ ኀደናታት ብልጽግና ክትዕንድር ትኽእል። "ንዝደልዮ ካብ ምርካብ ዝዕንቅጽኒ ኣይረኸብኩን፡ ንኽፈልጥ ዘይኳሕኳሕክዎ ማዕጾ ድማ የለን" ኣቲም ሰባት ከምዚ ዓይነት መልእኽቲ ሓዘል ልቦና'ዶ ርኢኹም ትፈልጡ።

"ሓቂተቐራሪቡና! ተረፋቲቱና! ተጠሓሒኑና! ተበታቲኑና! መንእዩዝእክቦ? መንለዊሱቀርጺዝህቦ? ኣኻኺቡዝመላኽዖ? ህይወትዝህቦ? ጸሓፍቲታሪኽኣይክኣልናን...." ካብመጽሓፍትጸቢትባህጉ-በየነሃይለዝተወሰደተ። ምናልባት ነቲ ዝረኣኽዎ ብዓቕመይ ናባኹም ከብሎ ፈቲነ ኣለኹ።ገለ ተቀራሪሱ፡ ተረፋቲቱ፡ ተበታቲኑ ምእካብ ዝኣበየኒ እሞ፡ ዝተኸትረ ስምዒታት ኣብ ውሽጠይ ኣሎ። መልእኽቲ ናይዚ ሕንጣጦይ ምስቲ ኣብ ውሻጠኹም ዘሎ ውህደት ክህልዎ እደሊ። ነቲ ዝረኣኽዎ ሓቂ፡ ክገልጾ ይኽእል'የ ዝብል እንተሎ ድማ ሃየ መድረኽ ናባኹም ይገድፎ።



# “ካብ ተመኩሮ ፊንላንድ ብዙሕ ተክኖሎጂያዊ ክእለት ከሲብና”

## ተሳተፍቲ ሓባራዊ ፕሮጀክት

ሚኪኤል በርሀ (ወዲ በርሀ)

መሰረት ምዕባለን ስልጣነን ሓንቲ ሃገር ትምህርቲ ምዃኑ ካብ ማንም ዘይሕባእ ሓቂ እዩ። እዚ ሓቂ'ዚ ኣብ ታሪኽ ዓለም ብተደጋጋምን ብዝተፈላለየ መልክዑን ዝተመስከረ ዘይንቕነቕ ሓቂ እዩ። መንግስቲ ኤርትራ'ውን ነዚ ሓቂ'ዚ ብምግንዛብ ሰፍ ዘይብል ወጻኢታት ብምስላዕ ዜጋታቱ ብትምህርቲ ከሰልጥን ተራእዩ እዩ። ካብኡ ሓሊፉ'ውን ኣብ ውሑዳት ሃገራት ጥራይ ዝርአ ተበግሶ ብምውሳድ፡ ንዜጋታቱ ብናጻ ብምምሃር እቲ ክተርፍ ዘይግብኦ መሰል ሕብረተሰብ ዝኾነ ትምህርቲ ከቕስም ተራእዩ እዩ። ጎኒ ጎኒ'ዚ ግና ተመሃሮ ነቲ ንዓመታት ዝቐሰምዎ ፍልጠት ዝፍትንሉን ዝበላሓትሉን መድረኽ፡ ካብኡ ሓሊፉ'ውን ግዚኦም ዝሓለዉ መሳትርሒታት ክማልኣሎም ኣገዳሲ ባእታ ናይ መስርሕ ምምሃርን ምስትምሃርን እዩ።

ኣብ ናይ ሕጂ ሕታም መጽሔት መንእሰይ፡ ነዚ ዛዕባ'ዚ ብግቡእ ተረዲኦ ስጉምቲ ንዝወሰደት ኢንስቲትዩት ተክኖሎጂ ኤርትራ (ማይ-ነፍሒ) ዕድምቲ ጌርናያ ኣሎና። ኢንስቲትዩት ተክኒሎጂ ኤርትራ ኣብ ክራማት 2017 ምስ ዝተፈላለያ ዩኒቨርስቲታት ፊንላንድ ብምትሕብባር ሰፊሕ ዝኾነ ምርምርን ዕዮታትን ኣሰላሲላ ነይራ። ንሎሚ እምበኣር ገለ ካብ ጠርነፍትን ኣወሃሃድትን ናይ'ቲ ዝተኻየደ ክረምታዊ ስራሕ፡ ከምኡ'ውን ገለ ካብቶም ኣብቲ ዝነበረ ክረምታዊ ስራሕ ዝተሳተፉ ተመሃሮን ዕዱማት ገይርናዮም ኣለና።

**• ብመጀመርታ ስምካን ኣብቲ ዝሰላሰል ዝነበረ ስርሓት ዝነበረካ ተራን ከተዕልለና፧**

ስመይ ረዲኤት ክፍለ እበሃል። ኣብ'ቶም ምስ ፊንላንድ ብምትሕብባር ኣብ ኢንስቲትዩት ተክኖሎጂ ኤርትራ (ማይነፍሒ) ዝካየዱ ዝነበሩ 3 ዓበይቲ ንጥፈታት ድማ በቲ ምምሕዳራዊ ሸነኹ ከም ኣወሃሃዲ ኮይነ እየ ዝሰርሕ ነይረ።

**• ዕላማን ኣበጋግሳን ናይ'ዞም ዝጠቐስኮዮም ፕሮጀክትታት ከመይ እዩ ነይሩ፧**

ኣበጋግሳ ናይ'ዞም ምስ ፊንላንዳውያን ብምትሕብባር ዝተኻየዱ ሓሙሽተ ዓበይቲ ፕሮጀክትታት (3 ኣብ ማይነፍሒ፣ ሓደ ኣብ ሓመልማሎ ከምኡ`ውን ሓደ ኣብ ዓዲ ቐይሕ) ካብና ካብ ኤርትራ እዩ። ፊንላንድ ብምዕቡል ትምህርቲ እትፍለጥ ሃገር ብምዃና፡ ምስኣቶም ተሓባቢርና ገለ ነገር ክንገብር ተበጊስና። ዝተፈላለዩ መጽናዕትታት ብምኽያድ ድማ ጠለባትና ብመልክዕ እማመ ኣዳሊና። ካብ'ቶም ዝተጠልቡ ብዙሓት መደባት ድማ እዞም ሓሙሽተ ፕሮጀክትታት ክንዕውተሎም ክኢልና። ብቐረባ ምስ'ተን ኣብ ማይ-ነፍሒ ዝካየዳ ዝነበራ ሰለስተ ፕሮጀክትታት እሰርሕ ብምንባረይ ንዕአን ክገልጸልካ ክፍትን፧

እታ ቀዳመይቲ ምስ ስነ-ትምህርቲ እትተኣሳሰር “Eritrea Learning for All (ELFA)” ክትከውን ከላ፡ እታ ካልኣይቲ ድማ ምስ ቤት ንባብ

እትተኣሳሰር “Digital Library and Library Automation” እትብል ክትከውን ከላ፡ እታ ሳልሰይቲ ድማ ምስ ተክኖሎጂ ስርዓተ ሓበሬታን ትምህርትን እትተኣሳሰር “ICT for Education” ዝበሃላ ፕሮጀክትታት ኣሰላሲልና።

**• ጽቡቕ እምበኣር መታን ኣንበብትና ሓፈሻዊ መረዳእታ ክህልዎም በቡሓደ ተራኣናየን ዝሓሽ እዩ። በታ ኣብ ዓውዲ ስነ-ትምህርቲ ዘተኮረት ፕሮጀክት ክንጅምር፤**

እዛ ፕሮጀክት ከም ዕላማ ሒዛ ዝተበገሰትሉ ነጥቢ፡ ዓቕሚ ኤርትራውያን መምህራን ንምዕባይ እዩ ነይሩ። እቲ ንኣስታት ክልተ ዓመታት ዝተዋህበ ኣብ ብዙሓት ነጥብታት ዘተኮረ ኮይኑ ብመልክዕ ዝተፈላለዩ “ዎርክሾፓት” እዩ ተዋሂቡ። ኣብ’ቲ ዝተኻየደ ስልጠናታት ንሕና ኤርትራውያን ካብ ተመኩሮ ፊንላንድ ብዙሕ ከሲብና ኢና። ኣብ መዛዘሚ ድማ እቶም ኑቲ ስልጠና ዝወሰዱ መምህራን ኣዝዮም ብሉጻትን ዝተፈላለዩን መጽናዕታዊ ወረቐት ብምድላው፡ ብመልክዕ መጽሓፍ ከሕትምዎ በቒዖም እዮም። ብሳላ እቶም ኑቲ ስልጠና ዝወሰዱ ኤርትራውያን ዘርኣይዎ ብሉጽ ብቕዓት፡ ሕጂ`ውን ካልኣይ ክፋል ንኽልተ ዓመታት ዝቕጽል ስልጠና ብፊንላንዳውያን ክወሃበና እዩ።

**• ናብ’ታ ካልኣይቲ ፕሮጀክት ክንሰግር። እታ ፕሮጀክት እንታይ ዕላማ ሒዛ እያ ተበጊሳ፤**

እቲ ቀዳማይ ዕላማ ናይ’ዛ ፕሮጀክት ትሕተ ቅርጺ ናይ ተክኖሎጂያዊ ስርዓተ ሓበሬታ (ICT) ኢንስቲትዩት ተክኖሎጂ ኤርትራ (ማይ ነፍሒ) ንምዕባይን ብዝተፈላለዩ መሳርሒታት ንምዕጣቕን ኣባላት ምስልጣንን እዩ። ምስኡ ዝተኣሳሰር ናይ ጸዓት ሕቶ ንምምላስ`ውን ተተኺኢ ጸዓት (solar) ብምትካል፡ እተን ኣገልግሎተን ክህባ ዝተተኽላ ሰርቨራት ብዘይ ጸገም ስርሐን ከምዘሰላስላ ንምግባር እዩ። እቲ ካልኣይ ድማ ተማሃሮ ዓቕሞም ዘውጽኡሉን ናይ ፈጠራ ክእለቶም ብምብርባር ንዝተፈላለዩ ሕቶታት ዝምልሱሉን “Edulab” ዝተባህለ ብዝተፈላለዩ መሳርሒታት ዝዓንተረ ናይ ምርምር ቦታ ምኽፋት እዩ ነይሩ። ከም ውጽኢት እዚ ድማ ኣዝዮም ዘገርሙ ፍርያት ክረኣዩ ክኢሎም እዮም።

**• ብዛዕባ እታ ምስ ቤት መጻሕፍቲ (ላይብረሪ) እትተኣሳሰር ሳልሰይቲ ፕሮጀክት’ከ እንታይ ትህበና መብርሂ ኣሎ፤**

ከምዚ ኣቐዲሙ ዝተገልጸ እዛ ሳልሰይቲ ፕሮጀክት ምስ ቤት ንባብ ዝተኣሳሰረት እያ። እቲ ቀንዲ ዕላማ ናይ’ዛ ፕሮጀክት ድማ ኑቲ ኣብ ማይነፍሒ ብትሑት ዓቕሚ ዝካየድ ዝነበረ ዲጂታል ላይብረሪ ንምጉልባት እዩ ነይሩ። ከም ውጽኢቱ ድማ እቲ ዓቃቢ መሳርሒ ኣዝዩ ዓቢ ብምግባር ኑቶም ናይ ዓለም ኣለዉ ዝበሃሉ መጻሕፍቲ፡ ብምእኳብ ንተማሃሮ ብመልክዕ wifi ኣኣብ ገዛኦም ክጥቀምሉ ከም ዝኽእሉ ተገይሩ። ኣብ ርእሲኡ ኑቶም ደረቕ መጻሕፍቲ ብምምዝጋብ፡ ኣብ ዝሃለዉ ይሃልዉ እተላሊ መሳርሒ ብምትእትታው ብቐሊሉ ኩሉ ተማሃራይ ተጠቃሚ ከምዝኸውን ተገይሩ ኣሎ።

**• ኣዝዩ ጽቡቕን ዘተባብዕን ስራሕ እዩ። ኢንስቲትዩት ተክኖሎጂ ኤርትራ ከም ትካል ካብዞም ዝተኻየዱ ፕሮጀክትታት ዝኸሰቦቶም ነገራት እንተለዉ፤**

ከም ትካል እቶም ብሓገዝ ዝረኸብናዮም መሳርሒታት እንተርኢናዮም ኣዝዮም ኣርባሕቲ እዮም። ስለ ዝኾነ ድማ ማይ-ነፍሒ ዝያዳ ካልእ እዋን ንምርምር ዝበለጸት ቦታ ኮይና ኣላ። ካልእ ማይ-ነፍሒ ከም ትካል ዝኸሰቡቶ ዝዓበየ ነገር እንተሎ ድማ እቶም ኣብ ትሕቲኣ ዘለዉ ዓቕሚ ሰባ ብዝተዋቦም ስልጠናን ዘርኣይዎ ዕቤትን ከም ኣብኑት ናይ’ቲ ዓቢ መኽሰብ ክርአ ዝከኣል ኮይኑ እስመዓኒ።

**• ናይ መጻኢ መደባትኩም ከመይ እዩ ዝመስል፤**

ናይ መጻኢ መደባትና ምስ ፊንላንድ ብዝለዓለ ደረጃ ናይ ምትሕግጋዝ ምሕዝነትና ንምዕባይ እዩ ክኸውን። እታ ምስ ስነ-ትምህርቲ እትተኣሳሰር ፕሮጀክት ገና ብሕጂ ናይ ክልተ ዓመታት ጠለባትና ተዓዊትና ስለዘለና ክቕጽል እዩ። ብዘይካ እዚ ኣብቶም ካልኣይን ሳልሳይን ፕሮጀክትታት ኢለ ዝጠቐስክዎም ጠለባት ኣቕሪብና ኣለና። እቲ መልሲ ምስ ተዋህበና ድማ ብኸመይ ከም እንሕዞ ክንዘራረብ ኢና። ከም ትካል ግና ኣብዚ ጥራይ ከይተሓጸርና ምስ ካልኦት ማሕበራትን ሃገራትን ብምትሕብባር ክንሰርሕ ተበጊስና ኣለና።

ኣብዚ ብምቕጻል ኣብቲ “edulab” ተባሂሉ ዝተመስረተ ናይ ምርምር ቦታ ካብ ዝፈረዩ ዓበይትን ኣዝዮም ብዙሓት ምህዞታትን ንገለ ሰለስተ ዝኸውን ምህዞታት ክፋል ናይዚ መደብና ክንገብሮ ሓሪናዮ ኣለና ሰናይ ምክትታትል። በታ ቀዳመይቲ ከዘራርቦም ዝሓጸናዮም ናይ ፍተሻ ሞተር (search engine) ዘማዕበሉ ተመሃሮ ክንጅምር፥

**1. መፈተሺ ሶፍት-ዌር (search engine)**

**• በሉ እስከ! ብዛዕባ እዛ ስራሕኩም ሓፈሻዊ ስእሊ ክትህቡና። ብልክዕ እንታይ እያ ትገብር፤**

መበገሲ ናይ’ዛ ስራሕ፡ ካብቲ ኣብ ሓሙሻይ ዓመት ዘማዕበልናዮም ዝተፈላለዩ ናይ መፈተሺ ሞተር (search engine) ዝተመርኮሰ እዩ ነይሩ። ኢንስቲትዩት ተክኖሎጂ ኤርትራ ነታ ኣብ ኢዳ ዝነበረ ዝተፈላለዩ መጻሕፍቲ፡ መወከሲ ፊደዮታት ካልኦት ብመንገዲ ኦንላይን ቴስቲን ዝተዓቀቡ ሓበሬታታትን ካልኦትን ብቐሊሉ ክትጥቀም ትደሊ ስለዝነበረት፡ ነዛ ሕጂ ኣማዕቢልናያ ዘለና መፈተሺ ክነማዕብላ ሓሳብ ኣቕሪብና።

ከም ሓሳባትና ድማ ክንዕወት ክኢልና። ብልክዕ እዛ መፈተሺ (search engine) ኑቶም ኣብ ውሽጢ ኮለጅ ማይ-ነፍሒ ዝርከቡ ዝተፈላለዩ መወከሲታት ብቐሊሉ ክትጥቀመሎምን ከም እትረኽቦምን እትገብር ሶፍት-ዌር እያ። ካብቶም ኣብ ዲጂታል ላይብረሪ እተሰነዱ መጻሕፍቲ ወይ ካብቶም ቤይኖም ዝተሰነዱ መጻሕፍቲ እንተደሊኻ ወይ`ውን ካብቶም ብመንገዲ ዲስካሽን ፎርም ዝተኣከቡ ሓበሬታታት ብቐሊሉ ዘድልየካ ከም እትፍትሽ እትገብረካ ዓይነት ሶፍት-ዌር እያ። እቲ ዝደለኻዮ ሓበሬታ ኣብቶም ኣብ ውሽጢ ኢንስቲትዩት ዝርከቡ መወከሲታት እንተሰኢንካዮ ድማ ናብ ኢንተርነት ብምውሳድ ዘድልየካ ሓበሬታ ከም እትረክብ እትገበረካ ዓይነት መፈተሺ እያ።

- **ኣብዚ ዝተካፈልኩሞ ክረምታዊ ፕሮጀክት ዝሸሰብኩሞ ነገር እንተሎ ክተዕልሉና፧**

ካብዚ ዝተኻየደ ክረምታዊ መደብ ኣዝዩ ብዙሕ ረብሓታት ኢና ረኺብና። እቲ ዝቐሰምናዮ ተመኩሮ፡ ከመይ ገይርካ ብሓባር ከም እትሰርሕ ዝተረዳእናዮ፡ ናይ ፕሮጀክታዊ ምሕደራና ዘዕበናዮ ክእለት፡ ዝተላለናዮም ዓበይቲ ሰባት ከምኡ'ውን ዋጋ ጻዕሪ እንታይ ምዃኑ ዝተረዳእናዮ ውሑድ ካብቲ ብዙሕ ዝሸሰብናዮ ነገር እዩ ነይሩ።

2. **ዲስካሽን ፎርም**

- **በል ምስ'ዛ ስራሕካ ኣላልየና።**

ኣብዛ ዝተሳተፍኩዋ ክረምታዊ ፕሮጀክት፡ ነታ ኣብ ናይ ሓሙሻይ ዓመት ብንኡስ ደረጃ ዝሰራሕክዋ ናይ ፕሮጀክትና ዲስካሽን ፎርም እየ ከማዕብላ ከም ሓሳብ ኣቕሪበ። ማይ-ነፍሒ'ውን ከምኡ ዓይነት ኣብ መንነ ተማሃሮ ተመኩሮ ዝለዋወጡሉ መድረኽ የድልዮ ብምንባሩ ክደፍኣላ ጀሚሩ። ኣብታ ክረምታዊ መደብ ድማ ብዝዓበየን ብዝበለጸን ክሰርሓ ክኢለ። እታ ሶፍት-ዌር፡ ተመሃሮ ነንሕድሕዶም ተመኩሮኦም ዝለዋወጡሉ፡ ሕቶታት ዝተሓታተትሉን ካልእን እተኽእል ኣብ "ኔትዎርክ" ዝተመርኮሰት ስራሕ እያ። ንኣብነት ኣነ ኣብ ሓደ ጫፍ ናይ'ቲ ኮለጅ ኣለኹ ንበል፡ ንስኻ ድማ በቲ ካልእ ጫፍ ኣለኻ ንበል። ኣነን ንስኻን ኣብ'ቲ ዝተዳለወልና ኔትዎርክ ብምእታው ነንሓድሕድና ክነዕልል፡ ተመኩሮታትና ክንለዋወጥ ንኽእል ኢና። መልሲ እንደልየሉ ሕቶ እንተልዩ`ውን ኣብ ናይ ሓባር ገጽ ክንሰዶ ይከኣል እዩ። ከም ተወሳኺ`ውን ኣብ'ታ ሶፍት-ዌር ንዘተኸዘኑ ሓበሬታታት ንምድላይ ዝሕግዘና ናይ መፈተሺ ኣፕሊኬሽን (search engine) እውን ምስኣ ኣለዋ።

- **ገለ ካብ'ቶም ተመሃሮ ዘየድሊ ጽሑፋት ንኸይዝርግሑ ንምቁጽጻርም ዝተጠቀምኩምሉ ሜላ ኣሎ ድዩ፧**

እወ ኣሎ። እታ ሶፍት-ዌር ናትካ ማህደር (account) ንኽትውጽእ ተፍቅደልካ እያ። እንተኾነ ንተማሃሮ ከም ድላዮም ናቶም ማህደር ከውጽኡ ግና ኣይፈቐድናሎምን። ምኽንያቱ ኣብ ሓደ ግዜ ድላዮም ብዝሒ ማህደር ብምውጻእ ከይተፈለጡ ኣሰካፊ ነገራት ክዘርግሑ ይኽእሉ እዮም። ነዚ ንምክልኻል ድማ ኩላቶም ተማሃሮ ብመምሃራኖም ዝወጸሎም ማህደር (account) ከም ዝጥቀሙ ኢና ገይርና። በቲ ናቶም ማህደር ዘየድሊ ነገር እንተተዘርጊሑ ድማ ተሓተትቲ ይኾኑ ማለት እዩ።

3. **ኤፍ ኤም ባንድ**

- **ኣብ'ዚ ብሓገዝ ፈንሳንዳውያን ዝተሰላሰለ ክረምታዊ መደብ ክልተ ስርሓት ኢኻ ኣዳሊኻ ነይርካ ማለት። ምስተን ዘበርክትካየን ስርሓት ከተላልየና፧**

ቡታ ናይ ኤፍ ኤም ሬድዮ ክጅምር። እዛ ስራሕ እዚኣ ሓንቲ ንእሽተይ መደበር ሬድዮ ኣብ ዝደለኻዮ ቦታ ከም ምትካል ማለት እዩ። ሓንቲ "ራስበሪፓይ" እትብሃል ቦርድ ኣላትና። እዛ ቦርድ እዚኣ ኑቲ ዝኣቱ ድምጺ ይኹን መዚቃ ተቐቢላ በቲ ዝሃብካያ ማዕበል እያ ትዝርግሖ። እቲ እትሽፍኖ ስፍሓት ኣብቲ ዓይነትን ሓይልን ናይቲ ቦርድ እዩ ዝውሰን። እዛ ቦርድ እትጸዓኖ ሶፍት-ዌር ኣለዋ። ኩሉ ንጥፈታታ በቲ ኣብ ውሽጣ ዝጸዓኑቶ ሶፍት-ዌር እዩ ዝካየድ። ማዕበላት ንምዝርጋሕ ዝጠቕማ ኣንቴና ድማ ተተኺልዋ እዩ። ናተይ ስራሕ፡ እታ ዙዳለኽዋ ሬድዮ ስቴሽን ኣብዮናይ ማዕበል ብጽቡቕ ትዝርጋሕ ማለት ካልኦት ዝተፈላለዩ ማዕበላት ከም በዓል ናይ ብልቱዝ ማዕበልን ካልኦትን ከይተጋጨወ ብጽቡቕ ዝዝርጋሓሉ ምጽናዕ እዩ ነይሩ። ከም ተወሳኺ`ውን ኑቲ ኣብታ ቦርድ ዝተጻዕነ ሶፍት-ዌር ምምዕባልን ምምሕያሽን እዩ ነይሩ። ኣብቲ መወዳእታ ዝፈተንክሉ ድማ ክሳብ ከባቢ ሓሙሳ ሜትሮ ብጽቡቕ ሰራሓትለይ እያ።

- **ናብ'ታ ካልኣይቲ ስራሕካ በል ክንሰግር። ኣብ'ዛ ስራሕ እዚኣ ምስ ሃሎግራም ዝተኣሳሰር ስራሕ ኢኻ ኣፍሪኻ። ከም ክልሰሓሰብ ሃሎግራም እንታይ ማለት እዩ፧ ኣብኡ ከለኻ ድማ ምስ'ዛ ስራሕካ ከተላልየና፧**

ሃሎግራም ከም ክልሰሓሰብ እዋናውን ምዕቡልን ስነ-ሓሳብ እዩ። ዓለምና ኣብዚ ግዜ`ዚ ኩሉ ንጥፈታታን ኣተኩሮኣን ብዚ ፈርችዋል ርያሊቲ (ሃሎግራም ኣካል ናይ'ዚ ክልሰሓሰብ እዩ) ዝተጸልወ እዩ። ብሕጂ ዝፈርዩ ዝተፈላለዩ ስርሓት ድማ ብውጽኢት ናይ'ዚ እዋናዊ ተክኖሎጂያዊ ክልሰ ሓሳብ ግድን ክጽለዉ ከም ዝኽእሉ እዩ ዝሕበር። ብሓፈሻ ሃሎግራም ክንብል ከለና ሰለስተ ሸነኻዊ ርእየት ናይ ነገራት ማለት እዩ። እዛ ናተይ ፕሮጀክት ድማ ሱብ ብኽልተ ሸነኻዊ ርእየት (two dimenional) ብቐጻሊ ርእዩ ካብ ዘሰልችዎ፡ ብቐሊሉ ብሓገዝ ሃሎግራም ህያው ነገር ከምዝርኢ ምግባር እዩ። ብሃሎግራም ዝቐርቡ ስእልታት ኮኑ ፊደዮታት ብሰለስተ ሸነኻዊ ርእየት ኣብ ቅድሜና ወጽኡ ብምባል ዚያዳ ህያው ኮይኖም ይረኣዩና። እዚ ዓይነት ቴክኖሎጂ ኣብ መዳይ ትምህርቲ ምስ እንጥቀመሉ ድማ ዓቢ ለውጢ ከምጽእ ከም ዝኽእል እምንቶ ኣለኒ።

# ዓወታት ሓበን ደራኺ ኣብነት ንመንእሰያት!

*"ንዓለም ዝሓሸት መድረኽ ንምግባራ እዩ ጻዕረይ"*

ሓበን ግርማ፡ ንኹሉ ባህርያውን ማሕበራውን መሰናኽላት ሰዒራ ትሕንቡብ ዘላ ኮኾብ መንእሰይ እያ።

ኣብ 1988 ኣብ ግዜ ልደታ ዓይነ-ስውርትን ጸማምን ኮይና ኣብ ኦክላንድ ሕቡራት መንግስታት ኣመሪካ ካብ ኤርትራዊት ኣደን ኢትዮጵያዊ ኣቦን ዝተወልደት ሓበን፡ ከም'ቲ ንመስተብሃልስ "ኑቲ ጸድፊ'ውን መደያይቦ ኣለዎ" ዝብል ብሂል ኣበው፡ ኑቲ መፋጥርታ ዝኾነ ባህርያዊ ስንክልና ዝሰዐር ባህርያዊ ትዕድልቲ ሒዛ እያ ኣብ'ዛ ዓለም ዝመጸት።

ሓበን ተመሃሪት መባእታ ኣብ ዝነበረትሉ፡ ንግድላት ስንክልና ብዘልዓለ ንምብዳህ ኂ ኂ ስሩዕ ኣካዳምያዊ ትምህርታ ፍሉይ ናይ ብረይል ትምህርቲ ተኸታቲላ፡ ድጅታላዊ መሳርሒ ብረይል፡ ዕቑር ተውህቦኣ ብዘልዓለ ንኽተበራብር ብፍላይ ኣብ ትምህርቲ ዝያዳ ንኽተድምዕ ልዑል ኣበርክቶ ከም ዝነበረላ ድማ ትገልጽ። ንሳ ገና ንእሽቶ እንከላ ብዘይካ ኣብ ኣካዳሚ መሰል ስንኩላን ኣብ ምቅላሕ ክትንጥፍ ጀመረት። በዚ ድማ ጓል 15 ዓመት ምስ ኮነት ናብ ምዕራብ ኣፍሪቃዊት ሃገር ማሊ ብምጓዓዝ ንዓይነ-ስውራን እተገልግል ቤት ትምህርቲ ኣብ ምህናጽ ብወለንታ ምስ ናይ ግብረ-ሰናይ ትካል ሰርሐት። ብድሕሪ'ዚ ኣብ ፖርትላንድ ኣመሪካ ኣብ ኮለጅ ብዓውዲ ስነ-ሱብን ማሕበረሱብን ናይ ቀዳማይ ዲግሪ መዓርግ ረኸበት። ሓበን ብዘለዋ ስንክልና፡ ጾታን ዓሌትን ምኽንያት የጋጥማ ንዝነበረ ተጻዕሎ ንምብዳህ፡ ብዓውዲ ሕጊ ዝልዓለ ደረጃ ትምህርታ ክትቀጽል መረጸት፡ በዚ ድማ ኣብ 2013 ካብ ቤት ትምህርቲ ሕጊ ሃርቫርድ ብናይ ዶክትረይት ማዕርግ ዝተመረቐት ቀዳመይቲ ዓይነ-ስውርትን ጸማምን ኮነት።

ሓበን፡ ብዘገበረቶ ፍሉይ ጻዕሪ ከም ወናኒት ፍሉይ ሓይሊ ካብ ስሙያት ሰባት ዓቢ ምትብባዕን ኣፍልጦን ክትረክብ በቒዐት። ፕረዚደንታት ኣሜሪካ ባራክ ኦባማን ዊልያም ቢል ክሊንተንን ከም ናይ ክብሪ ዕድምቲ ናይ ዋይት ሃውስ ብፍሉይ ኣተባቢያማ።

ዓወታት ሓበን በዚ ጥራይ ኣየብቅዐን፡ ድሕሪ ምምራቓ ኣብ ሓደ ናይ ስንኩላን መሰል ዝጣበቕ ዘይመንግስታዊ ትካል ከም ጠበቓ ኮይና ሰርሐት። ሓበን ኣብ ምውሓስ ምዕሩይ መሰል ስንኩላን ብፍሉይ ወኒ እያ ትጽዕር፡ "ንዓለም ዝሓሸት መድረኽ ንምግባራ እዩ ጻዕረይ፡ እዚ ኹዉን ንምግባር ብዙሕ መገድታት ኣሎና። ንኣሰራሕቲ ትካላት፡ ስንኩላን ክብሪ ከም ዘለዎም ብምንቃሕ፡ መሳርሒ ብረይ ብምዝርጋሕ.... ወዘተ" ድማ ትብል። ምዕሩይ መሰል ስንኩላን ኣብ ኩሉ ማሕበራዊ ኣገልግሎታት ንምውሓስ ብእትገብሮ ደረት ኣልቦ ንስጉሳዊ ጻዕሪ ድማ፡ ሎሚ ዓመት፡ ውድብ ዓይነስውራን ኣሜሪካ AFB ብ4 ሚያዝያ 2018 ኣብ ዘዳለዎ ዓመታዊ ሽልማት ዓወታት ሄለን ከለር Helen Keller Achievements Award፡ ኣብ ኂ ወከልቲ ትካላት ፌስቡክን











ማይክሮሰፍትን ብዎ^ኣን ተሸላሚት ክትከውን ኣብቃዓ። ትካላት ፈስቡክን ማይክሮሰፍትን ህዝባዊ ኣገልግሎታተን ንስንኩላን፣ ዓይነ-ስዉራንን ጽሙማንን ክጥቀሙሉ ብዘምችእ ኣገባብ ከመሓሽኦ ብምኽኣለን እየን ተሸለምቲ ኾይነን በቒዐን።

ሓበን፣ ኣብ ግዜ ሽልማታ ንተሳተፍቲ ናይ እቲ ምሸት ኣብ ዘስማዓቶ ቃል፣ "ኣብ ዘመነ ሄለን ከለር ሃርቫርድ ዩኒቨርስቲ ደቂ ተባዕትዮ ጥራይ እዩ ዝቕበል ኔሩ። በዚ ድማ ሄለን ብጾታኣ ይኹን ስንክልናኣ ኣብ ሃርባርድ ከጽንዕ ተኽእሎ ኣይነበረን፣ ሕጂ ግን ነዊሕ ተጓዒዝና ኢና፣ ሃርባርድ ንጾታ ይኹን ንሕብረ-ዓሌታዊ ተሳትፎ ማዕጾኡ ከፊቱ ኣሎ። እዚ ክንብል ከሎና ግን ኩሉ ተገድሎታት ኣንጻር ስንክልና ኣብቂዑ ማለት ኣይኮነን፣ ኣብ

ዓለምና ኣስታት 1.3 ሚልዮን ስንኩላን ኣለዉ፣ እዚኣቶም ሓደ ዓቢ ኮሚኒቲ እዮም ዘቑሙ። ምስ ኩነታት ስንክልንኦም ዝምችእ ኣገልግሎት ክረክቡ መሰል ኣለዎም። ግዝያዊ፣ ስርሐይ ይኹን ዕድመይ ዓለምና ሓቛፍት ንምግባራ እዩ። ካብ ቤት ትምህርቲ ጀሚርካ ክሳብ ናይ ቴክኖሎጂ ትካላት ኣብ ዝህብኦ ኣገግሎት ይኹን ዘዳልውኦ ፕሮግራማት ንምቹእ ተጠቃምነት ስንኩላን ኣብ ግምት ክኣቱ እዩ ጻዕረይ። ኩልኻትኩም ኣብ'ዚ ጻዕረይ ከም እትሓብሩኒ ድማ ትስፍውቲ እየ።"ኢላ።

ብዙሓት መንእሰያት ምስ ምሉእ ህዋሳት ስምዒትናን ምስ ምሉእ ኣካላውን ስነ-ኣእምሮኣውን ጥዕናን እና ሃለውና ንባህርያዊ ትዕድልትና ከይተጠቀምናሉ ዕድሜና ንኸንቱ ንሕልፎ። ገለ መንእሰያት ድማ ብባህሪ ይኹን ሱብ ዝሰርሖ ሓደጋ ንዘጋጥሞም ስንክልና ስዒሮም ኣብ ሂይወት ዓብይቲ ዓወታት የመዝግቡ። ሓበን ግና፣ በመፋጥርታ ዝኾነ ባህርያዊ ስንክልናን ማሕበራዊ ተገድሎታትን ኩተገትኤት፣ ኣብ ሂወት ዓቢ ዓወት ኩተመዝግብ ዝበቕዐትን ዓለም ንምልዋጥ ኣብ ቀጻሊ ጻዕሪ ትርኩበን ኣብነታዊት መንእሰይ እያ። በዚ ኣጋጣሚ ንሓበን የሃና እናበልና! መንእሰያት ድማ ኣብነታ ብምኽታል ዘሎና ዕቁር ጸጋ ብዘልዓለ ብምብርባር ስምናን ስም ሃገርናን እነስምዓሉ ዕዮ ክንዓዪ ዝኾኻኽር።




ኣበባ መሓሪ

ምንጪ፦

www.dehai.org.

www.AFB.org.




# ስነ-ህይወት

ጀሚላ ስዒድ

ብዛዕባ ህይወትካን ኣብ ከባቢኻ ዘለዉ ፍጥረታትን (እንስሳታትን እትክልትን) ግዳስ ኣሎካዶ? ኣብ ህይወትካ ዝዓቢ ስለ ዘየለ ተገዳስነት ኣብ ገዛእ-ርእስኻን ከባቢኻን ክህልወካ ግድን'ዩ። ኣብ ትምህርቲ "Biology" ብዙብል ዓውደ-ትምህርቲ እትመሃሮ ድማ ኣብዚ ኣገዳስነቱ'ዚ እተላዕለ'ዩ።

ንገዛእ-ርእስኻን ከባቢኻ ብዕሙቕ ዝበለ መገዲ ብምርዳእን ምምርማርን ንነገራት ናብ ረብሓኻ ንምዉዓል ይሕግዘ። ኣብ ከባቢኻ ክመጽኣካ ንዘኽእል ተጻብኦታት'ውን ብኣጋኡ ብምርዳእ፣ መፍትሒኡ ኣናዲኻ ሓደጋ ከየውረደ እንከሎ ክትከላኸሎ የኽእል። ስነ-ህይወት ብቐዳምነት ዝህበና ረብሓ፣ ብዛዕባ ገዛእ-ርእሲና ምፍላጥን ምፍታሽን ክኸውን እንከሎ፣ ኣብ ውሽጢ ናብ ደገ፣ ኣብ ደገ ናብ ውሽጢ ንኸሎ ስርዓተ ኣቃውማና፣ ኑቲ መስተንክራዊ ዝኾነ ኣፋጥራና ብኣንክሮን ተመስጦን ክንዕዘብን ከነድንቖን ምእንቲ መገዲ ይኸፍተልና። እዚ ማለት ኩሎም ኣካላትና ብኸመይ ተሓባቢሮም ንህይወትና የቕሙና፣ ብኸመይ ንገዛእ-ርእሶም ተረዳዲኦምን ተሓጋጊዞምን ነዛ ሓንቲ ኣካልና ብግቡእ ከም እትሰርሕን እትነብርን ይገብሩ ክንርዳእ የኽእለና።

ሓደ ኣብነት ንውሰድ - ከመይ ገይርና ኢና ነዚ ፊደላት ናይ'ዚ ጽሑፍ ነንብቦ ዘለና? ምንባብ ኣቋሪጽና'ባ ሓንሳብ ንሕሰብ። ናይ መብዛሕትና መልሲ ብኣዒንትና ዝብል'ዩ ክኸውን። ግናኸ ኣዒንትና ይርእዩ'ምበር ኣየንብቡን እዮም። ዘንብብሲ ሓንጎልና እዩ። ሓንጎልና ኣብ ቅድሚና ገለ ነገር ዝርአ ከም ዘሎ ንሓንጎል ይሕብሮ'ሞ ሓንጎል ድማ እቲ ዓይኒ እንታይ ከም ዝርኣየ ተርጒሙ ፊደላቶም ምዃኖም ንኣዒንቲና ይነግር። መጀመርታ ግና እቲ ዓይኒ እንታይ ይርኢ ከም ዘሎ ኣይፈልጥን'ዩ። እዚ ስርዓተ ሓበሬታ (ነርቭየስ ሲስተም) ብእተባህለ መስርሕ ዝፍጸም ጥቡቕ ምርድዳእ ኣብ መንጎ ዓይንን ሓንጎልን፣ ብኒዩውሮናት እተባህሉ ፍሉያት ህዋሳት ይፍጸም። ሳላ እዞም ኒዩውሮናት እተባህሉ መልእኽተኛታት ድማ ንኸባቢና ብግቡእ ተዓዚብና ብምርኣይ እንታይነቶም ነረጋግጾን እቲ ዘድልየና ክንፍጽምን ይሕግዙና። ከምኡ ድማ ብምስትንፋስ፣ ምሽታት፣ ምድህሳስን ምስማዕን ንኸባቢና ንፍትሽ። በዚ መገዲ ከባቢና ብግቡእ ድሕሪ ምዕዛብ፣ እቲ ንህይወትና ዝጠቅም ኣብ ረብሓና ከም ዘውዕል ንገብር። እንበልያም መግቢታት ከም ኣብነት ክንወስድ ንኽእል ኢና። ዝኾነ ቁጽለ-መጽሊ መጀመርታ ዝበላዕ ምዃኑ እንተ ደኣ ፈሊጥና ብግቡእ ንከናኽናን ንዕቅቦን። ከምኡ ኸኣ ነቶም መርዛማት ወይ ከሕምሙና ዝኽእሉ ኣብ ህይወትና ከሎ ገና ንከላኸሎም። እዚ ኩሉ ክንገብር ዘኽእለና እንታይነቶም ስለ ዝፈለጥና ጥራይ እዩ። ነዚ ክንፈልጥ ግና መጀመርታን እቲ ቀንዲን ኣምር ናይ ስነ-ህይወት ክህሉወና የድሊ። እቲ ቀንዲ መሰረታዊ ስነ-ሓሳብ ናይ ስነ-ህይወት ንኣከባቢኻ ቅርብ ኢልካ ምዕዛብ እዩ።



ሓደ ብዛዕባ ስነ-ህይወት ዝግደስ ወይ ዘጽንዕ ሰብ ኣብቲ ካልእ ፍልይ ዝበሎ ንህያባት ተፈጥሮ ብቐረባ ስለ ዘጽንዖን ዝሓስበን እዩ። ሳላ'ቶም ብሊቃውንቲ ስነ-ህይወት ዝተገብሩ ዓበይቲ መጽናዕቲታት ከኣ ንዓልመና ኣብ ተባላዕቲ ሕማማት ብተዛማዲ ሰላምን ቅሳነትን ረኺባ ኣላ። ስነ-ህይወት ምምሃር ብዛዕባ ገዛእ-ርእሲኻ ምፍላጥ'ዩ። ኣብ ህይወትካ ዝዓብየካ ኸኣ የለን።

# ፓይታጎራስ ኣቦ ቍጽሪታት



ክልተ ወገን ናይ ቅኑዕ ስሉስ ኩርናዕ ዓቐኑ እንተ ተዋሂቡና ኮይኑ ሳልሳይ ንምርካብ፡ ክልሰ-ሓሳብ ፓይታጎራስ (ፓይታጎራስ ቴረም) ክንጥቀም ንኽእል። 'ፓይታጎራስ' ዝብል ኣብ ማተማቲክስ ዝውቱር እዩ። እዛ 'c2=a2+b2' እትብል ቅማረ ቀላል ትመስል'ኳ እንተኾነት ጥቕማ ግን ኣምብዛ ዓቢ'ዩ። ካብ ማእከላይ ደረጃ ኣትሒዝና ክንመሃራ ዝተገበአ ኸኣ ብዘይ ምኽንያት ኣይኮነን። እዚ 'ፓይታጎራስ' እናበልና እንጽውዖ እንውዕል ግን መን'ዩ?

ግሪኻዊ'ዩ። መዓስ ተወሊዱን ሞይቱን ብልክዕ ኣይፍለጥን። ካብ 580 – 572 ቅድሚ ሓባራዊ መዋእል ኣብ ዘሎ ግዜ፡ ከም እተወለደን ኣብ ከባቢ ተሰዓ ዓመቱ ከም ዝዓረፈን ይግለጽ። እዚ 'ኣቦ ቍጽሪታት' ተባሂሉ ዝጽዋዕ ፓይታጎራስ፡ እቲ ኣብ ሳምዮስ ዝነበረ ስርዓት ስለ ዘይማእምኦ ብንእሽተኡ እንከሎ ነታ እተወለደላ ዓዲ ሓዲጉ ክሮቶን ናብ እተባህለት ኣብ ደቡባዊ ኢጣልያ እትርከብ ዓዲ ተሰደደ። ነታ ገይሹ ዝኸዳ ዓዲ'ውን በቲ ልማድ ኣነባብራ ሕብረተሰባ ኣይተሓጎሰላን። ካብቲ ልማዳዊ ኣካይዳኦም ወጺኦም ብዑጮውነትን ፍልጠታዊ ናብራን ክምርሑ ለውጢ ከም ዘድልዮም ተገንዘበ። ነዚ ሕልሙ'ዚ ክውን ንምግባር ከኣ ፍሉይ ዝኾነ ቤት ትምህርቲ መስረተ። በቲ ግዜ'ቲ ደቂ-ኣንስትዮ ሓዳረን ንኽገብራ ጥራይ'ኳ ይሕሰብ እንተ ነበረ፡ ፓይታጎራስ ግና ኣብ ትምህርቲ ማዕረ ዕድል'ዩ ዝፈጠረለን። ሓድሽ ሕብረተሰብ ንምኽሳስ ከኣ ተበገሰ። እቶም ቀንዲ ሕመረት ናይ'ቲ ሓድሽ ሕብረተሰብ 'ማተማቲኮይ' (ሊቃውንቲ ማተማቲክስ) ተባሂሎም ዝጽውዑ ኰይኖም፡ መንብሮኦም ኣብቲ ትምህርቲ'ዩ። ግላዊ ንብረት ዝብሃል የብሎምን። እዞም ኣሕምልቲ ጥራይ ዝምገቡ 'ማተማቲኮይ' ምእንቲ ፍልስፍና ማተማቲክስን ፍልስፍና ሃይማኖትን ክብሉ ዝመኸሩ እዮም። ካብ ደገ እናመጽኡ ዝመሃሩ 'ኣኩስማቲኮይ' (ሰማዕቲ) ተባሂሎም ዝጽውዑ ጊላዊ ንብረት ዘሎም'ውን ተማሂሮም ዝኸዱ ነይሮም።

እዞም ብሓፈሻ ፓይታጎራሳውያን ተባሂሎም ዝጽውዑ ሕብረተሰብ፡ ቅርጹ ብዝሓለወ ሃይማኖታዊ ህይወት ዝመርሑ ኰይኖም ምግባሮኦምን ልማዶምን ብሓባር እዩ። ኣንበብቲን ፍልስፍና ዘጽንዑን'የም። ንሙዚቃ ኸኣ ከም ቀንዲ ረቛሒ ናይ ህይወቶም ገይሮም ይወስዱዎ። ናይ ኣካሎም ኩነ መንፈሶም ቀንሲ ንምፍዋስ ድማ ክራር ምጽዋት የዘውትሩ ከም ዝነበሩ ይፍለጥ። ዝኽሮም ንብራኽ'ውን ቅድሚን ድሕሪን ድቃሶም ግጥሚ ዓው ኢሎም ብተመስጦ የንብቡ ነበሩ።

ኣባል እዞም ማሕበረሰብ ምኳን ውሽጣዊ ንጽህናን ንቕሓትን'ዩ ዝሓትት። ፍልስፋናኦም ንደገ ዘይኮነ ኣብ ውሽጣዊ ርድኢት እተሰረተ እዩ። ፓይቶጎራውያን ኣዝዮም ምስጢራውያን ኰይኖም ብሓያል ስነ-ምግባር ዝምርሑ ነበሩ። ህይወቶም ብፍቕሪ ዝመርሑ፡ ፖለቲካዊ እምነቶም ብኽፉት መንፈስ ዝገላለጹ፡ ኩናትን ጎነጽን ኢ-ፍትሓዊ ብምኳኑ ፍልልያቶም ብሰላምን ምርድዳእን ዝፈትሑን ኑቦሶም ንማትማቲክስ ዝወፈዉዩን ነበሩ። ምኽንያቱ ማተማቲክስ ንዕኦም ኵሉ ነገር ነበረ። ብዝኾነ ንስነ-ሓሳብ ቍጽሪታት ኣማዕቢሎም እዮም። እቲ ክልተ ኣብ ላዕሊ ሰለስተ ወዘተ. እንጥቀመሉ ሓይሊ ክልተ ('ስኳር') ቍጽሪታት እውን ንሱቶም እዮም ዳህሲሶሞ። ፓይታጎራስን ተመሃሮኡን ኵሉ ነገር ምስ ማተማቲክስ ከም ዝተሓሓዘ ይገልጹ። ቍጽሪታት እቶም ዝበረኹ ሓቂታት ምኳኖምን ብመገዲ ማተማቲክስ ዝኾነ ነገር ክግመትን ክዕቀንን ከም ዝኽእል ይኣምኑ።

ፓይታጎራስ ንሕልሙ ኣተግቢሩዎ'ዩ። ንኑብሱ ከም ፍላስፋ፡ ፈታዊ ልቦና፡ ዝጸወዐ ቀዳማይ ሰብ'ውን ፓይታጎራስ እዩ። ብተወሳኺ 'መሬት ኩቡብ'ያ፡' ኢሎም ካብ ዝሓበሰቡ ቀዳሞት እዩ። ሓሳባት ኣብ ልቢ ዘይኮነ ኣብ ኣእምሮ ከም ዝሰላሰል ካብ ዝገለጹ'ውን ሓደ እዩ። ፓይታጎራስ ጐድኒ ጐድኒ ማተማቲክስ ኣብ ሙዚቃ'ውን ክኑት ግዳስ ነበሮ። ኣብ ግዜኡ ዝነበረ ረባሽን ውህደት ዝሰኣነን ሙዚቃ ከማሓይሾ ሓያል ድላይ ነበሮ። ሓደ ግዜ ብሓደ ቤት ዕዮ ስራሓት ወርቂ እናሓለፈ እንከሎ፡ ኑቲ ብምንፋሕ ዝጕሃረ ሓጺን ቅርጹ ክቕይሩዎ፡ ክቐጥቅጥዎ እንከለዉ፡ እቲ እተፈጥረ ድምጺ ውህደት ፈጢሩ ጣዕሚ ዘሎዎ ሙዚቃ ኰነ'ሞ፡ ከመይ ኣቢሉ ከም እተፈጥረ ንምዕዛብ ናብቲ ቤት ዕዮ ኣላገሰ። ዓቐን ናይቲ ሓደ 'ኣንቪል' ፍርቂ ናይቲ ካልእ፡ እቲ ካልኣይ ድማ ክልተ ስልሲት ናይቲ ካልኣይ ምኳኑ ተረድአ። ካብዚ ተላዒሉ ድማ ሙዚቃዊ ኖታታት ብማትማቲካዊ ቅማረታት ክግለጽ ከም ዝኽእል ዳህሰሰ። ፕላኔታትን ከዋኽብቲን ዝንቀሳቐሱ፡ ምስቲ ሙዚቃዊ ኖታታት ብዝዛመድ ብማተማቲክስ ክግለጹ ከም ዝኽእሉ ሓበረ። ሕመረት ናይ ህላወ ቍጺርታት ምኳኖም'ዩ ዝኣምን ዝነበረ። "ህላወ ኣብ ርግኣት ኵሎም ኣድማስ ዝፈጥሮ ነገራት ይምርኩስ፡ " ይብል ነበረ። ኣብ ታሪኽ ምዕራባዊ ፍልስፍና ጽልዋ ፓይታጎራስ ኣብ ፕላቶን ካልኦትን ዓቢ ምንባሩ፣ "እቲ ምሒር ጸላዊ ኣብ ምዕራባዊ ፍልስፍና' ክርአ ከም ዘለዎ ብዙሓት ይዛረቡ። ይኹን እምበር ካብ ጽሑፋቱ ሓደ'ኳ ክርከብ ስለ ዘይተኻእለ ብዛዕባኡ ዝፍለጥ ሒደት እዩ።

## ባህልን ስነጥበባትን

## “ኤርትራ ከመይ ጽብቕቲ ሃገር ምኻና ንዓለም ከፍልጥ ተረቢጸ ኣለኹ”

# ስነጥበበኛ ቲፋኒ ጸሃየ ሓድሽ



ቲፋኒ ጸሃየ ሓዲሽ ብ1979 ኣብ ሎስ ኣንጀለስ፡ ካሊፎርንያ ሕቡራት መንግስታት ኣሜሪካ ዝተወልደት ኤርትራዊት ኣመሪካዊት ኮሜድያን፡ ተዋሳኢትን ጸሓፊትን’ያ፡፡ ብሕልፊ በታ ኣብ 2017 ዝሰርሓታ “Girls trip” ዘርእስታ ፊልም ድማ ኣብዚ እዋን’ዚ ልዑል ህቡብነት ኣጥርያ ትርከብ።

ቲፋኒ ንነዊሕ ዓመታት’ያ ተራ ተሓጋጋዚት ቀንዲ ተዋሳእቲ (supporting role) ሒዛ ኣብ ምርኢታት ተለቪዥንን ፊልምታትን ተዋሲኣ። ናይ ሕጂ ዓወታ ድማ ብቐሊሉ ዝመጸ ኣይኮነን።

ኣደ ቲፋኒ ሓደጋ ማኪና ስለዘጋጠማ ርእሳ ተሃርመት። በዚ ድማ ናይ ምዝራብን ካልእን ክእለታ ኣጥፍአት። ቲፋኒ እቲ ኣብ ኣዴኣ ዘጋጠመ ሓደጋን ድሕሪኡ ዝሰዓበ ኵነታትን ናብ ኮሜዲ ክትኣቱ ከምዝደፋፍኣያ እትሕብር። ነዲኣ ከተስሕቓ እንተኽኢላ በዲኣ ክትህረም ዝነበራ ዕድል ይጎድል ስለዝነበረ ከተዘናግዓ ክትጽዕር ጀመረት። ክልተ ግዜ ተመርዕያ ዝፈትሓቶ ዊልያም ስቲዋርት ዝተባህለ ሰብኣያ ነበር’ውን ይሃርማ ከምዝነበረን ብሰንኩ ድማ ጥንሲ ከምዝኸዳን ኣብታ “The last black unicorn” ዘርእስታ መጽሓፋ ተዘንቱ። ብሰንኪ ኣብ ገጻ ዘላ ብሮት ኣብ ቤት ትምህርታ ትጽረፍ ከምዝነበረት’ውን ትዝክር። ተውህቦኣ ኮመዲ ምኻኑ ፈሊጣ ዝነበረት ቲፋኒ፡ ኣብ ሎስ ኣንጀለስ ናይ ስታንድኣፕ ኮመዲ መራግጾ ንምርካብ ሓያል ቃልሲ ኣሕሊፋ’ያ። ክሳብ ገዛ ዘይብላ ኮይና ተሪፋ ብምንባራ ድማ ኣብ ማኪናኣ እትሓድረሉ እዋን ነይሩ’ዩ።

እዚ ኹሉ ዘሕለፈት ቲፋኒ ሓዲሽ ካብ “you tube” ዝረኸበቶ ቪድዮታትን መጻሕፍትን ህይወታ ከምዝቐየረ’ያ እትገልጽ። ነብሰኻ ከይኣለኻ ካልኦት ክትኣሊ ከምዘይትኽእል ካብዚ ቪድዮታትን መጻሕፍትን’ያ ተማሂራቶ። በዚ ድማ ክእለታ ንምዕባይ ቀትሪን ለይትን ብዘይ ዕረፍቲ ክትጽዕር ጀመረት። ጻዕራ ከንቱ ኮይኑ ኣይተረፈን፤ ኣብ 2017 ብመንገዲ “Girls Trip” ዘርእስታ ፊልም ውጽኢቱ ተራእየ።

ቲፋኒ ድሕሪ’ዛ ዕውትቲ ፊልማ፡ ኣብቲ ልዑል ተቐባልነት ዘለዎ “Saturday night live” ዝተባህለ ምርኢት ስታንድኣፕ ኮሜዲ ከተቕርብ ዕድመ ኪቐርበላ ግዜ ኣይወሰደን። በዚ ድማ

ኣብቲ 43 ዓመት ዕድመ ዘለዎ ምርኢት ናይ መጀመርታ ጸላም ኣቕራቢት ክትከውን በቕዐት።

ትያትር ነቲ ናይ ትምህርቲ ንጥፈታ ከምዝበለጸ እትግለጽ ቲፋኒ፡ ኣብ ቤትምህርታ ኣብ ዝካየድ ዝነበረ ውድድር ናይ ተዋስኦ ትሳተፍ ነይራ'ያ። ከም ሪቻርድ ፕርዮር፡ ደይን ኲክን ቻርለስ ፍሊሸርን፡ ዝኣመሰሉ ኮሚድያን ነቲ ብትኽክል ከትድምዓሉ ዝኽኣለት ሞያ ንምሓዝ ከምዝሓገዝዋ እትሕብር ቲፋኒ፡ ኣብ ስክሪን ምስላ ክርአ ቅድሚ ምጅማሩ ኣብ ዝተፈላለዩ ትካላት ትሰርሕ ከምዝነበረት ትገልጽ።

ቲፋኒ ናብ ዓውዲ ኮሜዲ ፈለማ በቲ ናይ መን ኣስሓቕ ናይ ዋዛ ውድድር ቢል ቤላሚ እያ ተቐልቂላ፡ ካብኡ ቀጺላ ኣብ ከም "Chelsea Lately", "That's So Raven", "My Name Is Earl", "It's Always Sunny in Philadelphia", "The Underground", "Nick Cannon's Short Circuitz", "Just Jordan", "In the Motherhood", "Def Comedy Jam", "Reality Bites Back፡ New Girl. Meet the Spartans" ከምኡ'ውን "Janky Promoters" ክትዋሳእ ከኣለት።

"Husbands of Hollywood" ኣብ ትብል ናይ 2013 ፊልም ቀንዲ ገጸባህሪ ዝሓዘት እዛ ጻዕረኛ ተዋሳኢት፡ "If Loving You Is Wrong" ኣብ እትብል ተኸታታሊት ፊልም'ውን ንዝተወሰነ እዋን ግደ ነይርዋ እዩ፡፡

ካብ ግዜ ናብ ግዜ ዓቕማ እናዕበየት ክትመጽእ ዝኽኣለት ቲፋኒ ኣብ 2016 "Keanu" ኣብ ትብል ኮሜድያዊት ፊልም ድሕሪ ምውሳኣ፡ ዝሓለፈ ዓመት ምስ'ተን ኣብ'ዚ ሞያ ንነዊሕ እዋን ዝዓየያን ጽቡቕ ስምን ዝናን ዘለወንን ተዋሳእቲ ኲን ላቲፋ፡ ጃዳ ፒንከት ስሚዝን፡ ረጊና ሃልን "Girls Trip" ኣብ ዘርእስታ ፊልም ብምዕያይ ብሓያሎ ወገናት ልዑል ኣድናቘት ክትረክብ ከኣለት።

ቲፋኒ ኣብዚ ዓመትዚ'ውን ምስ'ቲ ኣዝዩ ልዑል ተቐባልነት ዘለዎ ኮሜድያን ኬቨን ሃርት Night School ኣብ ዘርእስታ ፊልም'ውን ክትዓዪ እያ።

ቲፋኒ ጸሃየ ሓዲሽ ኣብዚ ቀረባ እዋን ናብ ሃገራ ኤርትራ መጺኣ ነይራ፡ ምስኣ ዝተገብረ ዕላል ይስዕብ፥

*** ናብ ኤርትራ እንቋዕ ደሓን መጻእኪ። ስድራኺ ከመይ ተቐቢሎምኺ? ናብ ዝተፈላለየ ቦታታት ዑደት ከምዝኸደኪ'ውን ፈሊጠ። ከመይ ረኺብክዮ? ጦብላሕታ ዝፈጠረልኪ ነገራት እንተሎ ክተዕልልና፥**

ክገልጾ ዘይክእል ሓጎስ እዩ ዝስማዓኒ ዘሎ። መጀመርታ ናብ'ዚ ምስመጻእኩ፡ ኩሎም እቶም ብዕላል ዝስምዖም ዝነበርኩ ግን ከኣ ክረኽቦም ዕድል ዘይረኸብኩዎም ... (ሰሓቕ)። ሕጂ ኣብ ሆተል ኣስማራ ፓላስ እየ ዘለኹ። ኣብኡ ኸኣ ንግስቲ ዝኾንኩ ኮይኑ እዩ ዝስማዓኒ ዘሎ። ናብ መቓብር ሓርበኛታት'ውን በጺሐ ነይረ። በቃ እንታይ እሞ ክብለካ'የ ... ብዘይዕረፍቲ እየ ንኣስመራ ዝኸላ ዘለኹ። እቲ ዘሐጉሰኒ ነገር ህዝቢ ብሰላም ካብን ናብን ክጉዓዝ እንከሎ ምርኣየይ እዩ። ዎው ረሲዐልካ'ባ ኸኣ ብዙሕ መግቢ፡ ኣብ እንዳ ሓወቦይን ኣሞይን ከይደ ብዘይመጠን እየ በሊዐ። ብፍላይ እንጀራ ኣዝየ እየ ፈትየዮ። ኩሉ እቲ ዝበላዕክዎ እንታይ ከምዝባሃልኳ ሕጂ ክዝክሮ

ዘይከኣልኩ ግን ከኣ ክረኽቦም ዕድል ዝሰኣንኩ ስድራቤተይ ክቕበሉኒ መጺኦም፡ ብልምዳዊ ኣቀባብላ ዕልልልል እናበሉ እዮም ተቐቢሎምኒ (ሰሓቕ)። ሕጂ ኣብ ሆተል ኣስማራ ፓላስ እየ ዘለኹ። ኣብኡ ኸኣ ንግስቲ ዝኾንኩ ኮይኑ እዩ ዝስማዓኒ ዘሎ። ናብ መቓብር ሓርበኛታት'ውን በጺሐ ነይረ። በቃ እንታይ እሞ ክብለካ'የ ... ብዘይዕረፍቲ እየ ንኣስመራ ዝኾላ ዘለኹ። እቲ ዘሐጉሰኒ ነገር ህዝቢ ብሰላም ካብን ናብን ክጉዓዝ እንከሎ ምርኣየይ እዩ። ዎው ረሲዐልካ'ባ ኸኣ ብዙሕ መግቢ፡ ኣብ እንዳ ሓወቦይን ኣሞይን ከይደ ብዘይመጠን እየ በሊዐ። ብፍላይ እንጀራ ኣዝየ እየ ፈትየዮ። ኩሉ እቲ ዝበላዕክዎ እንታይ ከምዝባሃልኳ ሕጂ ክዝክሮ የጸግመኒ እዩ። ግን ኣዝዩ ጥዑም እዩ። ናብ ባጽዕ'ውን ከይደ ነይረ፡ ንእግሪ መንገደይ ማሸላ ዝጦቕለሉ ሕርሻዊ ቦታ ተዓዚበ፡ ኣብ ባጽዕ ኣብ ደሰ ዙብል ዳህላክ ሆቴል ኢና የዕሪፍና።

*** ብዛዕባ ኣቦኺ ደኣ ዘይተዕልልና፥**

ኣቦይ ብዛዕባ ኩሎም ስድራቤት ብዙሕ እዩ ዘዕልለኒ ነይሩ። ንኹሎም ስድራይ ክርእየም እንከለኹ ድማ ምስሊ ኣቦይ ይቕጀለኒ። መመሊሰ ከምዝናፍቖ ድማ ይገብረኒ። ምስኣም ምርኻበይ ክልተ ስሚዒታት'ዩ ፈጢሩለይ። ስለዝዝክሮ ሓዚን እስማዓኒ፡ ግን ከምዚ ዝረኸብክዎ ኮይኑ ስለዝስማዓኒ ድማ ኣዝየ እሕጎስ። ኣብዚ ዳርጋ ኩሉ ሰብ እንታይ ኢሉ ይዛረበኒ ከምዘሎ ኣይርድኣንን እዩ፡ ግን ክመሃር እየ፡ ካልኣይ ግዜ ኣብ ዝመጻሉ እዋን ጽቡቕ ትግርኛ ክዛረብ ክጽዕር'የ።

*** ስድራኺ ምስረኣዩኺ ተደኒቖምዶ?**

እዚ ኹሉ ዝሓለፈ እዋናት ስድራይ ብዛዕባይ ብዙሕ እዮም ዝፈልጡ ነይሮም። ስለዚ ምስረኣዩኒ ተጋይሸዮም ኣይብልን እየ። ጌጋ ይኽልኣለይ ደኣ እምበር ፈትዮምኒ'ውን ኣለዉ (ሰሓቕ)፡ ፈለማ ምስ ተራኺብና ተሓቛቚፍና ብሓባር ነቢዕና። ክምግቡኒ'ውን ቀንዮም ስለዘስ ፈትዮምኒ ኣለዉ። ከመርዕውኒ'ውን ይሓስቡ ኣለዉ (ሰሓቕ)። ኣነ'ውን ኣብዚ ምህላወይ ኣዝዩ ባህ ኢሉኒ ኣሎ።

*** ኣብዚ ምስ መጻእኪ ምስ ኤርትራ ዘተኣሳሰረኪ ዝኾነ ዝወረረኪ ስምዒት ኣሎ ዶ?**

- ናብ ገማግም ቀይሕ ባሕሪ ፋልማይ ስጉምቲ ምስ ገበርኩ፡ ናይ ብሓቂ ክገልጾ ዘይክእል ስምዒት ፈጢሩለይ። መወዳእትኡ ቤተይ ዘለኹ ኮይኑ ተሰሚዑኒ። ንኑብሰይ ድማ "እዚ እቲ ካብ ቅድሚ ነዊሕ ዓመታት ክቕመጠሉ ዝነበረኒ ቦታ'ዩ ኢለያ"። እቲ ባሕሪ ኣዝዩ ባህ ኢሉኒ። ዝቖሰለ ልበይ ዝተሓከመ ኮይኑ ተሰሚዑኒ! "ኣነ መን'የ?" ኢለ ንኑብሰይ ሓያሎ እዋን እሓታ ነይረ እየ፡ሕጂ ግን ትርጉም ኣብዛ ዓለም ምንባረይ ጽቡቕ መረዳእታ ረኺበሉ ኣለኹ። ኖቲ ህዝቢ ኣብ ዝዕዘበሉ እዋን ኑብሰይ ኣብኡ እረኽባ! ቦታታት ኤርትራ ብዛዕባ ሂወት ንኽፈልጥ ብዘይቀልዓለም ሓጊዞምኒ። ንእግረ መንገደይ ኣብ ገለ ገለ ዓድታት ጓሶት ቀልዑ ኣጣልን

ኣግማልን ክጓሰዩ ምስ ረኣኹ ፍሉይ ጦብላሕታ ፈጢሩለይ። ካብ ንእስነተይ ናይ መጓሰ እንስሳታትን ንእሽተይ ግራትን ክትህልወኒ እየ ዝብህግ ነይረ። ኣብ ሕርሻን ካልእ ስራሓትን ህዝቢ ክተሓጋገዝ ምርኣይ ደስ ዘብል እዩ። ብሓባር ምስራሕ ኣዝዩ’ እየ ዝፈትዉ። እቲ ጽቡቕ ነገር እንታይ ይመስለካ.....እቲ ትብልያ መግቢ መን የፍርዮ ከምዝለዎ ትፈልጦ ኢኻ! ኣብ ኣሜሪካ መን እዩ ኑቲ ትምገቦ ዓሺጉ ዝህቦካ ኣይትፈልጥን ኢኻ። በቃ ዝረኸብካዮ ምውታፍ እዩ። ክትምረዝ’ውን ትኽእል። ኣብዚ ግን ዕዳጋ ትወርድ ሓድሽን ባህርያውን መግቢ ድማ መሪጽካ ትዕድግ። ልዕሊ ዝኾነ ነገር ዘደነቐኒ እንታይ ምኳኑ ትፈልጥ፧ ኤርትራ ልዕሊ 300 ደሴታት እትውንን ምኳና እዩ!! ናብ ሓምላይ ደሴትን ዳህላክን ከይደ ነይረ፡ ንደርደር ብሄረ ዓፋር ምስ ረኸብክዎ ደስ ዘብል ባህላዊ ክዳውንቲ ሂቡኒ። ብዘይቀልዓለም፡ ከምዚ ዓይነት ብሉጽ ናይ ምዝንጋዕ እዋን ኣሕሊፈ ኣይፈልጥን እየ።

*** ብልጽቲ ኣርቲስት ክትባሂ ምኽኣልኪ ንኤርትራውያን ኣዝዩ ዘሕጉስ ነገር እዩ። ዓብይ ኮሜድያንን ተዋሳኢትን ክትኮኒ በቒዕኪ ኣሎኺ። እቲ ዝያዳ ክትነጥፍሉ እትደልዩ ዓውዲ ግን ኣየናይ እዩ?**

ልዕሊ ዝኾነ ኣብሊጸ ዝፈትዎ ስታንድኣፕ ኮሜዲ እዩ። ኣብ ገለገለ ናይ ካርቱን ፊልምታት’ውን ተሳቲፈ ኣለኹ። ምስ ሱብ ዝና ተዋሳእቲ ኩዊን ላቲፋ፡ ኬቨን ሃርት፡ ፒንኬት ስሚዝን ዳኒ ደቪቶን ዝኣመሰሉ ተዋሳእቲ ኣብ ገለገለ ፊልምታት ተዋሲአን እዋሳእ ኣለኹን። ከምዝመስለኒ ፊልም ምዕያይ ጽቡቕ እዩ፡ ኣይከም ስታንድኣፕብ ኮሜዲን ግን። ስታንድኣፕ ኮሜዲ መለክዒ ኣልቦ ደስታ እዩ ዝፈጥረለይ። እቶም ኣብ ኣዳራሽ ተኣኪቦም ዝዕዘቡኻ ሰባት ፈትዮምኻ ድዮም ጸሊኦምኻ? ምስ ሓሳባትካ ይሰማምዑ ድዮም ኣይሰማምዑን? ቀጥታዊ ግብረመልሲ እትረኽበሉ ስታንድኣፕ ኮሜዲ እዩ።



ሰሓቕ እቲ ዝበለጸ መድሃኒት ምኳኑ ዝስሕቶ የለን። ክትስሕቕ እንከለኻ ኩሎም ውሽጣውን ደጋውን ኣካላትካ እዮም ዝንቀሳቐሱ። ኣብ ሓንጎልካን ልብኻን ሓጎስ ይሰማዓካ። ከምዚ ስለዝኾነ’የ ኸኣ ንስታንድኣፕ ኮሜዲ ዝያዳ ኣብሊጸ ዝፈትዎ። ዋላ’ውን ጓል 110 ዓመት ኣረጊት ሰበይቲ ምስኮንኩ ካብ መድረኽ ስታንድኣፕ ኮሜዲ ክእለ ኣይደልን እየ። ምኽንያቱ ኣብኡ እየ ምስ ሰባት ዝራኸብ።

*** ናብቲ ሓደ ካብ ዝበዝሐ ሰዓብቲ ዘለዎም ኣዝዩ ፍትዉን ዝኾነ ምርኢት “ስታንድኣፕ ኮሜዲ ሳተርደይ ናይት ላይቭ” ክንመጽእ። ኣብኡ ኣቕራቢ (host) ንምኳን ዘሎ ውድድር ሓያል ምኳኑ’ዩ ዝፍለጥ። ንስኺ ከኣ ሓንቲ ካብቶም ኣቕረብቲ ኢኺ። ብዛዕባ’ዚ ክተዕልልና፧**

ኣብ ሳተርደይ ናይት ላይቭ ስታንድኣፕ ኮሜዲ እተቕርብ ናይ ፈለማ ኣፍሪቃዊት ኣሜሪካዊት ምኳን ሓቢን እዩ። እዚ ምርኢት’ዚ ካብ ቅድሚ 43 ዓመት፡ ጌና ቅድሚ ምውላደይ፡ ኣትሒዙ’ዩ ክሳብ ሕጂ ዝቐርብ ዘሎ። ከም ሓቂ ቀሊል ስራሕ ኣይኮነን። መስሓቕ፡ መስተውዓሊትን ቅልጥፍትን ክትከውን ኣሎካ። ልዕሊ ኹሉ ነገር ዕግበት ዝፈጥረለይ ግን መንእሰያት ብብዝሒ ስለዝዕዘቡኒ እዩ፡ “ንሳ ክትገብሮ እንተድኣ ክኢላስ ንሕና’ኸ?” ዝብል ስምዒት ክሓድሮም ድማ እቲ ቀንዲ ድልየተይ እዩ።

*** ኮሜዲ ካብ መሰናኽል ህይወት ዘምለጥክሉ ምኳኑ’ውን ክንፈልጥ ክኢልና ኣለና፡ ንድሕሪት ዶ ክንመልሰኪ?**

ቈልዓ እንከለኩ ከምዚ ኣለካ ምሸ ዕሸው ዝበልኩ እየ ነይረ። ከምቲ ዝበልካዮ’ውን ብዙሕ ጸገማት ኂፉኒ ነይሩ። ኣብ ሓንቲ ካርቱን ሓንቲ ማንቲለ “ስለምንታይ እዮም ኩሎም ዝሕግዙኺ?” ተባሂላ ምስተሓተተት፡ “ስለዝስሕቐም!” ክትብል’ያ መሊሳ። ነዛ ፊልም ምስ ረኣኹ “ንሰባት እንተደኣ ኣስሒቐዮም ክሕግዙኒ ዘይደልይሉ ምኽንያት የለን” ኢለ። እዚኣ ክፋል’ታ ናይ ካርቱን ፊልም ንዓይ ዓብይ ብልጫታ’ያ ነይራ፡ “በቃ ንዓይ ንውን እተድልየኒ እዚኣ’ያ፡ ንሰባት እንተኣስሒቐዮም እየ ኣብ ትምህርተይ ይኹን ካልእ ህይወተይ ሓገዝ ክረክብ ዝኽእል” ኢለ። እታ ሽዑ ዝቐረጽክዋ ናይ ተስፋን ሓቦን ቲኬት እያ ኸኣ ኣሳፊራ ናብዚ ዘለኹዎ ደረጃ ኣብጺሓትኒ። ቈልዓ እንከለኹ ለፍላፊት እየ ነይረ፡ ብሰሪ’ዚ’ውን ኣብ ትምህርተይ ጸገማት የጋጥመኒ ነይሩ እዩ። ስለዚ ኣብቲ ቤት ትምህርቲ ዝነበረ ኣማኻሪ “ናብ ሕክምና ኣእምሮ ወይ ድማ ንሰባት ናይ ምስሓቕ ዓቕመይ ከዕብዩሉ ናብ ዝኽእል ማእከል ክኸይድ ከምዘለኒ ኣማኺሩኒ። ፍሉጥ ነገር እዩ ድማ ምስሓቕ መሪጸ። ኣብኡ ከመይ ገይረ ርእሰ-ተኣማንነትን ናይ ምዝርራብ ዓቕመይን ከምዝዕቢ፡ ከመይ ገይረ ዋዛታት ከምዝጽሕፍን፡ ብልክዕ ንሰባት ከስሕቖም ዝኽእል ዋዛታት ከምዝዘርግርን ተማሂረ። ዝፍቅሮ ነገር ኣሰናን ሰባት ተገይጹ ምርኣይ እዩ።

በዚ ድማ ኣብ ዝኾነ ቦታ ከይደ ብውሕዱ ንኣርባዕተ ሰዓት ክስሕቕ እኽእል'የ። መብዝሕትኡ ግዜ ንኣማኢት'የ ዘስሕቕ፡ ብውሕዱ ግን ንኣርባዕተ ክስሕቕ ከምዝኽእል ርግጸኛ ኮይነ። ብኸምዚ ብምቕጻል ሓደ እዋን ንሰዓት ስለዘስሓቕክዎ ሓደ ሰብ 50 ዶላር ከፊሉኒ። በቃ በዚ ድማ ህይወተይ ክመርሓሉ ዝኽእል ሞያ ምዃኑ ተረዲአን ወሲነን። ድሕሪ'ዚ ኣብ ገለ ውድድራት ስታንድኣፕ ኮመዲ ኣትየ። ኣብ ገሊኡ ተዓዊተ ኣብ ገሊኡ ድማ ስለዝፈራሕኩ ተረፊ። ካብዚ ተመክሮ ድማ ኣበይ ኣለኻ? ክንደይ ሰዓት ኣለዉ? እንታይ ዓይነት ሰዓት ኣለዉ? ብዘየገድስ ኩሉ ግዜ ኣብ ኑብሰኻን ክእለትካን ክትተኣማመን ከምዘለካ ተማሂረ። ፍርሒ እቲ ቀንዲ ጸላኢና ምዃኑ ተገንዚበ። ቀስ ብቐስ ድማ ዓወታተይ ክብርኽ ጀሚሩ። ኣብቲ ፊልማ ህክይቲ እየ ነይረ። እቲ ዝረኸቦ ዝነበርኩ ህቡብነት ድማ ከስክረኒ ጀሚሩ ነይሩ። ብስርሐይ ክጀሃርውን ጀሚረ ነይረ። እንተኾነ እዚ እቲ ናይ ዓወት መንገዲ ኣይኮነን። ኣበርቲዐ ክሰርሕ ከምዘለኒ ድማ ተገንዚበ። ራኢኻ እንታይ ምዃኑ ብዘየገድስ መዓልታዊ ናብ ራኢኻ ዝወስድ ሓደ ነገር ክትገብር ኣለካ። ኣርባዕተ ወይ ሓሙሽተ ነገራት እንተገበርካ ድማ ንራኢኻ ቀልጢፍካ ትበጽሖ። ኣብ ሰሙን ሓንቲ መዓልቲ ኮተዕርፍ ትኽእል ኢኻ፣ ብናተይ ኣረኣእያ ግን ሰሙን ምሉእ ኣብ መዓልቲ ብውሕዱ ሓደ ነገር ክትገብር ኣለካ እብል። ነዚ መሰረት ገይረ ብዘይዕረፍቲ ስለዝሰራሕኩ ከኣ፣ እንህለኹ ምሳኻ ኣርእስቲ ኣልዒለ ኣዕልል!

### * ምስ ዓበይቲ ናይ ሆሊውድ ተዋሳእቲ ሰሪሕኪ ኢኺ። ካብኦም ዝረኸብክዮ ማዕዳ ይህሉዶ?

- ኩን ላቲፋ "ካልኦት ብዛዕባኺ እንታይ ይብሉ ብዘየገድስ ብቐዳምነት ኑብስኺ ክተፍቅሪ ኣለኪ። ሰባት ኩሉ ግዜ ሕማቕ ክዛረቡን ከውድቑኺን ክጽዕሩ'ዮም። እዚኦም ቀናኣትዮም። እዚኦም ንኑብሶም ተሃስዮም ንኻልእ ክሃስዩ ዝፍትኑ'ዮም። ነዚኦም ንጎድኒ ገዲፍኪ ዚያዳ ጸዓሪ። ብቕዓቲ ምስ ዓበየ ድማ ክትንክፉኺ ኣይክኽእሉን እዮም። ድሕሪኡ እታ እንኮ ክገብርዋ ዝኽእሉ ንዓኺ ምድናቕ ጥራይ እያ።" ዝበል ዓቢ ትምህርቲ ሂባትኒ'ያ። ኬቨን ሃርት'ውን ልክዕ ከም ዓቢ ሓወይ እዩ፣ ብሓጺሩ ምስ'ዞም ዓበይቲ ሰባት ኣብ ዝሰርሓሉ እዋን ትምህርቲ እናቐሰምኩ እየ ዝኸይድ።

### * ብዕድል ንስኺ ኣብ ወጻኢ ሃገር ካብ ዝርከቡ መንእሰያት ህብብቲ ክትኮኒ ክኢልኪ ዘለኪ ኤርትራዊት ኢኺ። ኣብ ኤርትራ'ውን ደገፍቲ ኣለዉኒ ትብሊ'ዶ?

- ብርግጽ! ብዙሓት መንእሰያት መጺኦም ብትሕትና ምሳይ ክስኣሉ ተወኪሶምኒ። ከምዚ ፈጺመ ኣይተጸበኹዎን ግን ልክዕ ከምቲ ኣብ ኣሜሪካ ዘጋጥመኒ እዩ።

### * ኣብ ናይ ሃገርና ፊልምታት እንታይ ሓሳብ ይህልወኪ?

ኣቦይ ኣብ ኦክላንድ ዝበሃል ቦታ ፊልምታት ትግርኛ ዓዲጉ ክዕዘቦም ይህበኒ ነይሩ። ስለዚስ ብዛዕባ ኤርትራዊ ፊልምታት ኣፍልጦ ኣለኒ። ኣብ መጻኢ ኣብቲ ዝለዓለ ደረጃ ዘይበጽሓሉ ምኽንያት የልቦን። ንገለ ገለ ኮሜዲታት'ውን ተዓዚበ ኣለኹ። ዋላኳ ኣይሰምዓዮ እምበር ገለ ብሉጽነትን ጥበብን ትዕዘብ ኢኻ። ብፍላይ ኣብ ገለገለ ከይሰማዕክዎ ቡቲ ኣካላዊ ምንቅስቓስ ጥራይ እስሕቕ እየ።

ዎው! ከይጠቐስኩዎ ክሓልፍ ዘይደሊ ኣብ ኤርትራ ዝሰራሕ ዘሎ ናይ ደርፊ ቪድዮ ክሊፓት ብሉጽ እዩ።

### * ኣሜሪካ ምስተመለስኪ እንታይ እዩ መደብኪ?

ዝዓበየ መደበይ ብዛዕባ ኤርትራን ታሪኻን ንዓለም ምንጋር እዩ። እዛ ሃገር ብቓላት መግለጺ ዘውሕዶ መስገደላት ከምዝሓለፈት ሕጂ ኣጥዕየ ፈሊጠ ኣለኹ። ብዙሓት ስድራቤታት ክንደይ ብሉጻቶም ከፊሎም እዮም። ሃገር ንምምጻእ ክንደይ ህይወት ሓሊፉ። እዚ ስለምንታይ ኣብ ኣሜሪካ ብዙሕ ዘይፍለጥ? ኣዝዩ ዘሕዝን እዩ። ሕርቃነይ በቃ ክቆጻጸሮ ኣይከኣልኩን። ኤርትራ ከመይ ዓይነት ጽብቕቲ ሃገር ምዃና'ውን ንዓለም ከፍልጥ ተረቢጸ እየ ዘለኹ። ኣብ ወርሒ ታሕሳስ ናብዚ ዝምለሰሉ ግዜ ክኣክል ብልዑል ሃንቀውታ እየ ዝጽበ ዘለኹ።



## ተክኖሎጂ

# መለለዪ ገጽ ሶፍትዌር ብኸመይ ይሰርሕ?

መሲ ግርማጽዮን

ደቂሰብ ብኣሽሓት ዝቑጸር ብዝሒ ገጽ ሰባት ናይ ምልልላይ ብቕዓቶም ኣዝዩ እዩ ዘገርም። ናይ ኮምፒተር ከኣ ኣብ ናይ ገጽ ዝሓለፈ'ዩ። ንሕጂ ኮምፒተር ብኸመይ ንገጽ ሰብ ናብ ኮምፒተር ኮድ ቀይራ ምስ ካልኦት ኣሽሓት ወይ'ውን ሚልዮናት ገጻት ኣወዳዲራ ክትፈሊ ትኽእል፡ ከምኡ'ውን መለለዪ ገጽ (facial recognition) ዝተባህለ ሶፍትዌር ብኸመይ ኣገባብ ሰባት ኣብ ምምራጽ፡ ኣብ ምምርማር ገበናትን ናይ ውልቅ'ኻ ኮምፒተር ጸጥታኣ ኣብ ምሕላውን ይጠቅም ኢና ክንርኢ።

ገጽ መን ምዃንካ ዘፍልየካን ንሰባት ድማ ንኸተለልዮም ዝሕግዘን ኣገዳሲ ክፋል ኣካላት ወዲ ሰብ እዩ። ናይ ኩሉ ሰብ ገጽ ሓደ ዓይነት ነይሩ እንተዝኸውን ንሓደ ካብቲ ሓደ ክትፈሊ ክሳብ ክንደይ ከቢድ ምዃኑ ክትግምትዎ ትኽእሉ ኢኹም። ኣብቶም ልክዕ ማናቱ ( identical twins) እንተ ዘይኮይኑ ገጽ ናይ ዝኾነ ሰብ ነንበይኑን ናይ ኑብሲ.ወከፍ ሰብ ፍሉይ መለለዩን እዩ። ከምቲ ሰባት ገጽ ናይ ምልላይ ብቕዓቶም ባህሪያዊ ዝኾነ ኮምፒተር'ውን ሕልፍ ብዝበለ ክተለሊን ናይ ሓደ ገጽ ካብ ናይ ካልእ ገጽ ክትፈሊን በቒዓ ኢያ።

"Visionics" ዝተባህለ ኣብ ኒው ጀርሲ ዝመደበሩ ትካል፡ ሓደ ካብቶም ናይ መለለዪ ገጽ (facial recognition) ተክኖሎጂ ዘማዕበሉ ትካል እዩ። እታ "faceIt" ዝተባህለት ዝጥቀሙላ ብርቂ ሶፍትዌር ድማ ካብ እኩብ ህዝቢ ናይ ዝደለዩቶ ምስሊ መዝሐቓ ክተውጽእ ብቕዓት




ኣለዋ። ካብቲ ካልእ ትርኢት ፈልያ ብምውጻእ ድማ ምስ ኣብ ዳታበይዝ (መኽዘን ስእልታት) ዝጸንሐ ስእልታት ተወዳድሮ። እዛ ሶፍትዌር ንኽትሰርሕ ድማ እቶም መሰረታውያን ምስልታት ገጽ ክትፈልጥ ኣለዋ። መለለዩ ገጽ ሶፍትዌር (facial recognition) ድማ ኣብቶም ባህርያት ናይ ገጽ ተሞርኪሱ ሓደ ገጽ ምስቲ ሓደ የወዳድርን ይፈሊን።

ኣብ መስትያት እንተ ተዓዚብና ገጽና ገለ ፍሉይ መለለዩ ነቑጣታት ከም ዘለዎ ክንዕዘብ ንኽእል ኢና። እዞም በረኽቲን ዓሞቕቲን ቕርጽታት ገጽ እዮም ድማ ንዝተፈላለዩ ምስልታት ገጽ ፍሉይ መለለዩ ዝኾንዎም። ትካል visionics ድማ ነዚ ፍሉይ ቕርጽታት ገጽ እዩ ከም ፍሉይ መለለዩ ነቑጣታት ዝጥቀመሉ። ኣብ ገጽ ሰብ ከባቢ 80 ዝኾኑ ነቑጣት ኣለዉ። ገለ ካብቶም ነቑጣታትን ፍሉያት መለለዩ ናይ ገጽ ምስ እንርኢ ድማ፡-

- ኣብ ሞንጎ የዒንቲ ዘሎ ርሕቐት
- ናይ ኣፍንጫ ጎኒ
- ዕምቈት ጉድጓድ ዓይኒ
- ኣዕጽምቲ ምዕጉርቲ
- ግፍሒ መንጋጋን
- መንከሰን ...ወዘተ

ክጥቀሱ ይኽእሉ።

እዞም ነቑጣታት ተዓቂኖም ድማ ናብ ክቕመሩ ዝኽእሉ ቁጽርታትን ናይ ኮምፒዩተር ኮዳትን ይቕየሩ። ብኸምዚ ኣገባብ ድማ ኣብ ዳታበይዝ ይኽዘኑ። እዞም ኮዳት ድማ ኣሰር ገጽ (faceprint) ይብሃሉ። ኣብ 14-22 ነቑጣት ድማ ንሶፍትዌር "faceIt"

ናይ ምልላይ መስርሕ ንኽትፍጽም እኹላት እዮም።

ናይ መለለዪ ገጽ (facial recognition) ሶፍትዌራት ኣብ ትሕቲ biometrics ዝተባህለ ዓቢ ጉጅለ ተክኖሎጂ እዩ ዝጠቓለል። biometrics ናይ ባዮሎጂኣዊ ሓበሬታት ተጠቒሙ ዘለሊ ዓውዲ እዩ። እቲ ሕመረት ሓሳብ ኣብ biometrics ኣካላትና ካብ ካልኦት ኣካላት ክፈልዮ ዝኽእል ፍሉይ መለለዪ ከም ዘለዎ እዩ። ብዘይካ ናይ ገጽ ካልኦት ፍሉያት (unique) መለለዩታት ኣብ ኣካላትና ዘለዉ ምስ እንርኢ፦

ኣሰር ኣጻብዕ (finger prints)

ብሌን ዓይኒ (retina scan)

ምልላይ ድምጺ (voice recognition) ክጥቀሱ ይኽእሉ።

ናይ መለለዪ ገጽ (facial recognition) ኣገባባት ክፈላለዩ ይኽእሉ እዮም። ብሓፈሻ ግን ስእሊ ገጽ ንምውሳድ፡ ንምምርማርን ምስ ኣብ መኽዘን ስእልታት ዝተኸዘኑ ስእልታት ንምውድዳርን እዞም ዝስዕቡ ኣገባባት ይኽተሉ እዮም፦

1. **ምልላይ (detection)፦**

እታ ሲስተም ምስ'ቲ ንምስሊ ዘለሊ ክፋል ምስ ተራኽበት፡ እቲ መለለዪ ሶፍትዌር ካብቲ ናይ ቪደዮ ካሜራ ስእሊ ነቲ ገጽ ጥራይ ፈልዩ የለሊ። ኣብ ዝኾነ ናይ ቪዲዮ ስእሊ ምስሊ ገጽ እንትድኣ ኣሎ ድማ ኣብ ኣብ ካልኢት ዘይመልእ ግዜ (fraction of second) ፈልዩ ከለሊ ይኽእል። "multi scale" ዝተባህለ ኣልጎሪዝም ድማ ብሃሳስ ምስሊ (low-resolution) ገጽ ንምድላይ ይጥቀም። "ኣልጎሪዝም" ንሓደ ፍሉይ ዕማም ዝተዳለወ ፕሮግራም እዩ። ንርእሲ ዝመስል ቅርጺ ምስ ረኸበ ድማ ናብ ንጹር ምስሊ (high-resolution) ይቕየር።

2. **ምስራዕ (alignment)፦** እቲ ገጽ ምስ ተለለየ እታ ሲስተም ናይ'ቲ ርእሲ ቦታ፡ ግዝፈን ኣቃውማን ትሰርዕ። እታ ሲስተም ንኽተለልዮ እቲ ርእሲ ብውሑዱ 35 ዲግሪ ናብ ካሜራ ገጹ ክርኢ ኣለዎ።

3. **ምምዕራይ (normalization)፦** እቲ ገጽ ግዝፉን ቦትኡን ምስ ተነጸረ ናብቲ ዝተደልየ ግዝፈን ኣቓውማን ይመዓራረ። እቲ ርእሲ ካብታ ካሜራ ዘለዎ ርሕቀትን ቦትኡን ብዘየገድስ ምምዕርራይ ይካየድ። ብርሃን'ውን ብዙሕ ኣይጸልዎን እዩ።

4. **ምውካል (representation)፦** እታ ሲስተም ነቲ ናይ ገጽ ኩሉ ሓበሬታ ናብ ሓደ ኮምፒዩተር ክትርድኦ እትኽእል ኮድ ትቕይሮ። ነፍሲ ወከፍ ዝተለለየ ገጽ ነናይገዛእ ርእሱ ፍሉይ ኮድ ኣለዎ። እዚ ናብ ኮድ ናይ ምቕያር መስርሕ ነቲ ሓድሽ ዝተለለየ ገጽ ምስ'ቲ ኣብ መኽዘን ኮምፒተር ዘጸንሐ ገጽ ንምውድዳር ይሕግዝ።

5. **ምምስሳል (matching)፦** እቲ ሓድሽ ዝተለለየ ገጽ ድማ ብመገዲ እቲ ኮድ ጌሩ ምስ ሓደ ኣዝዩ ምምስሳል ናይ ሓበሬታ ዘለዎ ኣብ መኽዘን ዝጸንሐ ስእሊ ይተኣሳሰር። በዚ መገዲ ድማ እቲ ምስሊ ገጽ ናይ መን ምዃኑን ምስ ምሉእ ሓበሬትኡ ይሕበረና።

LFA (Local Feature Analysis) ዝተባህለ ኣልጎሪዝም (ፕሮግራም) እቲ ቐንዲ ን"facelt" መለለዪ ገጽ (facial recognition) ንምስራሕ ዝጠቅም እዩ። እዚ ናይ ስነ-ቑጽሪ ኣገባብ ኮይኑ፡ ንገጽ ናብ ኮድ ንምቕያር ይጠቅም። ብኸምዚ ድማ ኣሰር ገጽ ኣብ ኮምፑዩተር ይትሓዝ። ኣሰር ገጽ ምስ ሓዘት ድማ ኣብ መኽዘን (database) ምስ ዘለዉ ኣሽሓት ወይ ሚልዮናት ኣሰራት ገጽ የወዳድርን እቲ ዝመሰለ ድማ ይፈሊ። እዚ ኣሰር ገጽ ኣብ 84 byte ግዝፊ ዘለዎ ፋይል ይኽዘን።

እታ ሲስተም 60 ሚልዮን ኣሰር ገጽ ኣብ ደቒቕ ካብ ሚሞሪ ወይ ድማ 15 ሚልዮን ኣሰር ገጽ ኣብ ደቒቕ ካብ ሃርድዲስክ ከተወዳድር ትኽእል።

እቶም ቀንዲ ተጠቀምቲ ናይ መለለዪ ገጽ (facial recognition) ናይ ሕጊ ትካላት ኮይኖም ካብ እኩብ ሰብ ምስሊ ናይ ተደላዪ ሰብ ንምርካብ ይጥቀሙ። ብዘይካ ናይ ጸጥታን ናይ ሕጊን ትካላት ንመለለዪ ገጽ(facial recognition) ዝጥቀሙ፦

ሀ. ኣብ ምርጫ ስርቂ ንምቁጽጻር

ምኽንያቱ ኣብ ምርጫ ዝተፈላለየ ስም ብምግባር ብተደጋጋሚ ዝመርጹ ሰባት ንምቁጽጻር

ለ. ናይ ኮምፒተር ጸጥታዊ ውሕስነት ንምሕላው

እዚ ብመገዲ webcam (ኣብ ኮምፒተር ዝተገጥመ ካሜራ) ብምጥቃም ምስሊ ናይ ገጽካ ብምውሳድ ልክዕ ከም ፓስዎርድ ኮምፒተርካ ንኽትከፈት ዘኽእል እዩ። ዋንኣ እንተዘይኮይኑ ካልእ ሰብ ብፍጹም ክኸፍታ ኣይክእልን እዩ። ፓስዎርድ ክስረቕ ዝኽእል ብምዃኑ እዚ ናይ መለለዪ ገጽ (facial recognition) ሶፍትዌር ተመራጺ እዩ።

ሐ. ኣብ ክፍሊት መንነት ተኸፋሊ ንምርግጋጽ

ንኣብነት ኣብ ATM ማሽን ዝበሃላ ብኮርድ ገንዘብ ንምውሳድን ንምስጋርን ዝጠቕማ መሳሪሕታት። እታ ኮምፒተር መንነት እቲ ዝጥቀመላ ዘሎ ሰብ ብምልላይ ምስ'ቲ በታ ቑጽሪ ናይታ ካርድ ኣብ መኽዘን ተመዝጊቡ ዘሎ ኣሰር ገጽ ናይ ዋና ብምውድዳር፡ እቲ ዝጥቀመላ ዘሎ ሰብ እቲ ዋናኣ ድዩ ኣይኮነን ክትፈሊ ትኽእል።

ስፖርት

# ዋንጫ ዓለም 2018 ሩስያ!

ኣማኑኤል ኣልኣዛር

ኣብ ነፍስወከፍ ኣርባዕተ ዓመት ዝካየድ፡ ንምእንጋዱ ዝግበር ደርማስ ወጻኢታት፡ ንመላእ ዓለም ኣብ ሓደ መስመር ዘጓዕዘን 209 ሃገራት ንምስታፉ ኣብ መጻረዩ ዝጸምድን ግጥም ዋንጫ ዓለም ካብ 14 ሰነ ጀሚሩ ንሓደ ወርሒ ኣብ ሃገረ ሩሲያ ክካየድ እዩ።

ኣብ ዝሓለፉ ክልተ ውድድራት ዋንጫ ዓለም፡ 2010ን 2014ን ዕዉታት ኮይነን ክብረን ንምዕቃብ ናብቲ ውድድር ዝመጻ፡ ኢጣልያን ስጳኛን ካብ ምድብን እየን ተባሪረን፡ ሃገራዊት ጋንታ ጀርመን ዕጭኣ ከዚ'ዶ ይመስል ወይስ ካዛ ክልተ ግዜ ኢዳ ኣንቢራትላ ዘላ ጽዋእ ንሓላላ ትውንና? ኣይስላንድ ንፈለማ ጊዜ ናብዚ ውድድር ድሕሪ ምሕላፋ እታ ዝካኣሰት ሃገር ኣብ ዋንጫ ዓለም ዝተሳተፈት ክትከውን እያ። ጎረባብቲ ዓብይቲ ሃገራት ፖርቱጋልን ስጳኛን ኣብ ሓደ ምድብ በጺሐወን። ንዝሓለፈ 10 ዓመታት ዝበለጹ ተጻወትቲ ዓለም ብምዃን ነፍስወከፎም ሓሙሽተ ግዜ ሽልማት ፊፋ ባሎን.ዲ.ኦር ዝዓተሩ ልዮነል ሜስን ክርስትያኖ ሮናልዶን ንግስነት ኩዑሶ እግሪ ካብ ፔለ ንምምንዛዕ ንሃገሮም ዋንጫ ዓለም የግዝሙ'ዶ ወይ'ስ ካብዚ ንመወዳእታ ግዜኦም ክኸውን ዝኽእል ውድድር ዋንጫ ዓለም ብዘይ ፍረ ይፋነው? ኣብ መድረኽ ፕሪምየርሊግን ሻምፕዮንስሊግ ኤውሮጳን ደሚቑ ዝተራእየ ግብጻዊ መሓመድ ሳላሕ ድሕሪ 28 ዓመታት ንሃገሩ ናብ ዋንጫ ዓለም ድሕሪ ምስጋሩ ኣብ ሩሲያ'ከ? ብሓይሊ ቁጠባ ኣብ ቀዳማይን ካልኣይን ዝስርዓ ሕቡራት መንግስታት ኣሜሪካን ቻይናን ናብ ዋንጫ ዓለም ሩሲያ ዘይምስጋረን "ገንዘብ" ንበይኑ ዓወት ከምዘይፈጥር ዝሃገረና ድዩ? እቶም ክለዓሉ ዝኽእሉ ሕቶታት ብዙሓት እዮም። ንገለ ካብዞም ሕቶታት ንምምላስ ቡብመድረኹ ክንፍትሾ፦

ኣኣንጋዲት ሃገር!

መበል 21 ውድድር ዋንጫ ዓለም፡ ኣኣንጋዲት ሃገር ሩሲያ ኣንጻር ሱዕዲ ዓረብ ብዞካይድኦ ጸወታ እዩ ሓሙስ 14 ሰነ 2018 ብወግዒ ክኸፈት።

ሩሲያ ነዚ ውድድር ንምእንጋድ ኣንጻር ሓሙሽተ ሃገራት



እያ ተወዳዲራ። ቤልጁምን ሆላንድን ብሓባር ንምእንጋድ፡ ስጳኛን ፖርቱጋልን ብተመሳሳሊ ብሓባር ንምእንጋድ፡ ከምኡ ድማ እንግሊዝ እየን ናብ ፊፋ ሕቶ ምእንጋድ ኣቕሪበን። ክልተ ዙርያ ኣብ ዝወሰደ ናይ መረጻ ውድድር፡ ኣብ ቀዳማይ፡ ሩሲያ 9 ድምጺ፡ ስጳኛ/ፖርቱጋል 7፡ ቤልጁም/ሆላንድ 4፡ እንግሊዝ ድማ ዝወሓደ 2 ድምጺ ጥራይ ብምምጽኣ ናብ ካልኣይ ዙርያ ከይሓለፈት ተገሊፋ። በዚ ዝተቖጥዑ ግዝያዊ ኮሚተ ምድላው ዋንጫ ዓለምን ማሕበር ኩዕሶ እግሪ እንግሊዝን ከይወዓሉ ከይሓደሩ ንብልሽውና ፊፋ ንምቅላዕ ዜናዊ ዘመተ ጀሚሮም። ፊፋ ነዚ ንድሕሪት ገዲፉ ዋንጫ ዓለም 2018 ኣበየነይቲ ሃገር ይተኣንገድ ንዝብል ሕቶ ንምምላስ፡ ካልኣይን ደምዳምን መረጽኡ ኣካይዱ። ሩሲያ ድማ ብዑብላሊ 13 ድምጺ ፈጻሚት ሽማግለ ፊፋ ረኺባ፡ ብ2 ታሕሳስ 2010 ኣኣንጋዲት'ዚ ታሪኻዊ ውድድር ኮይና ተሮቒሓ። ፖርትጋል/ስጳኛ 7፡ ቤልጁም/ሆላንድ ድማ 2 ድምጺ ረኺበን ተሳዒረን።

ሩሲያ ካብ ጽባሕ ኣኣንጋዲት ዝተጸውዓትሉ ዕለት ነዚ ኣቐዲሙ ኣብ ብራዚል ብሕብራዊ መልክዕ ዝተሰላሰለ ውድድር ብዝጸበቐ ንምኪያዱ ንስራሕ ተበጊሳ። ኣብ 11 ከተማታት ኣብ ዝርከብ 12 ስታድየማት ንክጽወት ድሕሪ ዝተበጽሐ ስምምዕ ድማ ወጻኢታት መስርሒ ሓደስቲ ስታድየማት፡ ትሕተ ቕርጺ መዕረፍ ኣጋይሽ፡ መዕርፎ ነፈርቲ፡ ሓደስቲ ጽርግያታትን ካልእን'ዚ ውድድር ኣብ መወዳእትኡ 11.6 ቢልዮን ዶላር በጺሑ። 57.6% ካብዚ

ወጻኢታት ካብ ፈደራላዊ ባጀት መንግስቲ ክስላዕ እንከሎ፡ 13.6% ድማ ምምሕዳር'ተን ዘአንግዳ ከተማታት ሸፊንኦ። ዝተረፈ 28.8% ድማ ኣብዚ ውድድር ንምውዕዋዕ ድላይ ካብ ዘለወን ትካላትን ኩባንያታትን ኣቐዲሙ ዝተወሰደ እዩ።

ሩስያ፡ ካብ ሃገራት ምዕራብ ብፖለቲካ ኩናት ዩክሬን፡ መጥቃዕቲ ሳይበር፡ ፕረዚደንታዊ ምርጫ ሕቡራት መንግስታት ኣመሪካ፡ ምስማም ሩስያዊ ኣባል ስለያ ዝነበረን ካልእን ተሳቢቡ ነዚ ውድድር ከይተአንግድ ንዝተኻየደ ዝተወሃሃደ ዘመተታት ሰጊራ፡ ኣብ ኣፍደገ ምጅማር በጺሓ ትርኸብ።

ብንኡስ ዋንጫ ዓለም ተጸዊዑ ዓመት ቅድሚ'ዚ ውድድር ዝካየድ ኮንፈደረሽን ካፕ፡ ዝሓለፈ ክራማት ብዕዉት ምዝዛሙ ድማ እዛ ሃገር፡ ኑቲ ዝኸበደ ብድሆታት ቅርብቲ ምህላዋ ኣመስኪራ እያ።

ምድባት!

ኣብ ዋንጫ ዓለም ሩስያ ንምስታፍ ዝተበገሳ ሃገራት፡ ንኤርትራ ሓዊስካ 206 እየን። ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ኣብ ቅድመ መጻረዩ ብሃገራዊት ጋንታ ቦትስዋና ብድምር ክልተ እግሪ 5ብ1 ተረቲዓ ተሪፋ። እዘን ሃገራት ኣብ ኣህጉረን ድሕሪ ዘካየድኦ ዝተፈላለየ መልክዕ ዝሓዘ መጻረዩን ቅድመ መጻረዩን ድማ 31 ሃገራት ናብዚ ውድድር ሰጊረን። ሩስያ ኣኣንጋዲት ብምኳና ኣብ መጻረዩ ኣይተሳተፈትን። ኣህጉር ኤውሮጳ 14 ሃገራት፡ ደቡብ ኣሜሪካ 5፡ ኣፍሪቃ 5፡ ኤስያ 5፡ ሰሜንን ማእከላይን ኣሜሪካ 3፡ ኦሻንያ 0፡ ሃገራት ናብዚ ውድድር ኣሕሊፈን።

ኣብ መወዳእታ 2017 ኣብ ከተማ ሞስኮ (ሩስያ) ብዝወደቐ ዕጫ መሰረት፦

ምድብ-1፦ ***ሩስያ፡ ስዑዲ ዓረብ፡ ግብጺ፡ ኡራጋይ***

• ኣኣንጋዲት ሃገር ኣብ ምድብ ክትተርፍ ፊፋ ዘይመርጾ እዩ። እታ ሃገር ነዊሕ ምስ እትጎዓዝ ኣታዊታት'ዚ ውድድር ሓፍ ይብል እዩ። ሩስያ ድሕሪ ኡራጋይ ክልተ ግዜ ተዓዋቲት ዋንጫ ዓለም እያ (1930፡ 1950)። ኣብ መጻረዩ 10 ሽቶታት ዘመዝገበ ኤዲሰን ካቫኒን ኣጥቃዒ ባርሴሎና ልዊስ ስዋሬዝን ድማ ነዚ ምድብ ብሽቶታት ክቕልስዎ ትጽቢት ይግበር። ግብጺ ድሕሪ 1990 ንፈለማ ግዜ ናብዚ ውድድር ብኣጥቃዓይ ሊቨርፑል መሓመድ ሳላሕ ተመሪሓ ኣብ ዋንጫ ዓለም ቀዳማይ ዓወት ከተመዝግብ ተሃንጥያ ዘላ ሃገር እያ።

ምድብ-2፦ ***ስጳኛ፡ ፖርቱጋል፡ ኢራን፡ ሞሮኮ***

• ሃገራዊት ጋንታ ስጳኛ ዋንጫ ዓለም 2010 ኣልዒላ ናብ ብራዚል ኣብ ዝኸደትሉ ዕዳጋ ከምዝሓሰበቶ ኣይጸንሓን፡ ብዘሕፍር ውጽኢት ካብ ምድባ እያ ተባሪራ። ንመበል 11 ተኸታታሊ ናብ ዋንጫ ዓለም ትመጽእ ክሳብ ዝሃለወት ግን ኣብዚ ምድብ እታ ምኩርቲ ሃገራዊት ጋንታ እያ። ፖርቱጋል ዋንጫ ኤውሮጳ 2016 ኣልዒላ ዋንጫ ዓለም



ምስ እተልዕል 4ይቲ ኤውሮጳዊት ሃገር ነዚ ዝበቐዐት ክትከውን እያ። ዛራይ ሸቶታት ሮናልዶ ኣብ ክለቡን ሃገሩን ኣብዚ ውድድር እንተ ቐጺሉ ፖርቱጋል ወላ ዋንጫ ዓለም ኩተልዕል እያ ተዘይተባህለ ነዊሕ ክትሰጉም ግን ትኽእል እያ። ሃገራዊት ጋንታ ኢራን ብፖርቱጋላዊ ኣሰልጣኒን ናይ ቅድም ተሓጋጋዚ ሰር ኣሌክስ ፈርጉሰን ኣብ ማንቸስተር ዝነበረን ካርሎስ ኪሮሽ ተመራሓ ንፈለማ ጊዜኣ ኣከታቲላ ኣብ ዋንጫ ዓለም ክትሳተፍ በቒዓ ኣላ። ድሕሪ ብራዚል ድማ 2ይቲ ኣብ ዋንጫ ዓለም ክሳተፉ ዘረጋገጸት ሃገራዊት ጋንታ እያ። ድሕሪ 20 ዓመታት ናብ ዋንጫ ዓለም ተመሊሳ ዘላ ሃገራዊት ጋንታ ሞሮኮ ቡቲ ንሃገራውያን ጋንታታት ዛምብያን ኣይቮሪኮስትን ዋንጫ ኣፍሪቃ ከዕትረን ዝኸኣለ ፈረንሳዊ ኣሰልጣኒ ሄርቭ ሬይናርድ ተመሪሓ ንታሪኽ 1986 ዋንጫ ዓለም ኣብ ልዕሊ ሃገራዊት ጋንታ ፖርቱጋል 3-ብ1 ዝተዓወተትሉን ካልእን ንምድጋም ንወሳኒ ኣጥቃዒኣ ሙሳኸኒ ድሮ ብማህረምቲ ከሲራ እያ ናብ ሩሲያ ክትጎዓዝ።




ምድብ-3፦ ***ፈረንሳ፣ ፔሩ፣ ኣውስትራልያ፣ ዴኒማርክ***

- ብሉጻት ተጻወትቲ ሓቚፋ ኣብ ዋንጫ ኤውሮጳ 2016 ኣብ መዛዘሚ ግጥም ብፖርቱጋል ተሳዒራ 2ይ ደረጃ ዝሓዘት ሃገራዊት ጋንታ ፈረንሳ ኣብቲ ዋንጫ ዓለም ከልዕላ ዝግመታ ሃገራት እያ። ፖግባ፣ ግሬዝማን፣ ኢምባፔ፣ ካንተ፣ ኡምቲትን ካልኦትን ድሕሪ 1998 ንጽዋእ ዋንጫ ዓለም ናብ ፈረንሳ ክወስዱ ትጽቢት ዝግበረሎም እዮም። ሃገራዊት ጋንታ ዴኒማርክ ኣብ 1998 ብፈረንሳ ተሳዒራ ካብቲ ውድድር ተገሊፋ ኣብ ዝሰዓበ 2002 ድማ ኣብ ምድብ ንፈረንሳ ረቲዓ ካብቲ ውድድር ገሊፋታ። ኣብ መጻረዩ ግጥም፣ ኣብ 56% ሸቶታት ሃገሩ ዘበርከተ ኣከፋፋሊ ቶተንሃም ክርስትያን ኤሪክሰን ድማ እቲ ሓደገኛ ተጻዋታይ'ዛ ሃገራዊት ጋንታ እዩ። ኣውስትራልያ ካብ ኣህጉር ኤስያ ዳሕረዋይ ተርታ ሒዛ ኣብ ስግር-መጻረዩ ንሆንድራስ ረቲዓ እያ ናብዚ ውድድር ኣትያ። እቲ ኣብ ክለብ ኤቨርተን ድሙቕ ዝነበረ ቲም ካሂል ድማ እዩ ነዛ ሃገራዊት ጋንታ ብተመኩርኡ መሪሕዋ ናብ ሩሲያ ክመጽእ። ሃገራዊት ጋንታ ፔሩ ካብተን ኣቀዲመን ኣብ ዋንጫ ዓለም ተሳቲፈን ካብቲ ውድድር ጠፊኣን ዝጸንሓ ሃገራውያን ጋንታታት ብንውሓት ጊዜ ኣብ ቅድሚት ትስራዕ። ድሕሪ 36 ዓመታት እያ ናብዚ ውድድር ተመሊሳ ዘላ። ደገፍታ ሃገሮም በታ ናይ መወዳእታ ፈስካ ዳኛ ናብ ዋንጫ ዓለም ከምዝሰገረት ምስረኣዩ፣ ዞኻየድዎ ደገፍ፣ ክሳብ ጎረቤት ሃገር ቺለ ምንቅጥቃጥ ምድሪ ከሲቶም ዝብል ኣገራሚ ዜና ኣስሪሖም እዮም። ኣብ ሩሲያ ዝጽበይዎ ድማ ካብ ምድባ ንፈረንሳ ተኸቲላ ክትሓልፍ እዩ።

ምድብ 4፦ ***ኣርጀንቲና፣ ናይጀርያ፣ ክሮኤሽያ፣ ኣይስላንድ***

- ናይ ኣርጀንቲናን ናይጀርያን ዝገርም፣ ኣብ ሓሙሽተ ኢጋጥሚታት ዋንጫ ዓለም ምርኻበን እዩ። ከም ፍቑራት ድማ ይግለጻ ኣለዋ። ኣብ ዝሓለፈ ውድድር 2ይ ደረጃ ዝሓዘት ሃገራዊት ጋንታ ኣርጀንቲና፣ በታ ናይ መወዳእታ ጸወታ ኣንጻር ኤኳዶር ሜሲ ሃትሪክ ዝሰርሓላ ግጥም እያ ናብ ዋንጫ ዓለም ሓሊፋ። ኣርጀንቲናውያን ከምቲ ሜሲ ኣብ መጻረዩ 7 ሸቶታት ኣመዝጊቡ ሓንጉሩ ናብ ሩሲያ ዘምጽኦም፣ ሕጂ ውን ኣብ ዝጣኡ ተሰኪሙ ርሑቕ ከጓዕዞም ይጽበዩ ኣለው። ወዲ 33 ዓመት በጺሑ ዘሎ ሜሲ ኣብ 2022 ወዲ 37 ዓመት ስለ ዝበጽሕ፣ ናይ መወዳእትኡ ዋንጫ ዓለም ከኮነት ኣይትተርፍን፣ በዚ ድማ ኣርጀንቲናውያን ሕልፊ ማራዶና ክሰርዕዎ እንተኾይኖም፣ ዋንጫ ዓለም ምስ ዘዐውቶም ጥራይ እዩ። ንመጀመርያ ግዜ ኣብ ዋንጫ ዓለም ትሳተፍ ዘላ ኣይስላንድ ገና ኣብ ዋንጫ ዓለም ኩዕሶ ከይቐልዐት ሓደ ክብረወሰን ጨቢጣ ኣላ…ዝነኣሰት ሃገር ኣብ ዋንጫ ዓለም ዝኣተወት ዝብል። ኣብ ዋንጫ ኤውሮጳ 2016፣ ኣብ ምድባ ምስ ፖርቱጋል ማዕረ፣ ንእንግሊዝ ድማ ኣብ ርብዒ ፍጻሜ ገሊፋ ታሪኽ ሰሪሓ እያ። ዋላ'ኳ ንዋንጫ ዓለም ሓዳስ ሃገር ትኹን ኣብዚ ምድብ ግን ቀሊል ግምት ዘይወሃባ እያ። ናይጀርያ ኣብ ዋንጫ ዓለም ምስታፍ ልምዲ ካብ ዘለወን ኣፍሪቃውያን ሃገራት ኮይና፣ እቶም ኣብ ዓበይቲ ውድድራት ሃገራውነት ኣጥፊኦም ብዛዕባ ሞቕሸሽ ምዝራብ ዝመርጹ ዓበይቲ ተጻወትቲ ገዲፋ ብመንእሰያት ተጻወትቲ ናብ ሩሲያ ሓሊፋ። ትስዓዋት ኣጥቃዕታ፣ ኢሃናቾ፣ ኢዎቢ፣ ሞሰስን ካልኦትን ድማ ካብዚ ምድብ ናብ ዙር 16 ከሕልፍዋ ትጽበዮም እዮም። ሃገራዊት ጋንታ ክሮኤሽያ፣ ኣብ 3 ዋንጫ ዓለም ኣብ መኽፈቲ ጸወታ ተረቲዓ እያ። ኣብ ሩሲያ ድማ ቀዳማይ ጸወትኣ ኣንጻር ናይጀርያ እዩ። ሃገራዊት ጋንታ ክሮኤሽያ ኣብ ቀዳማይ ተሳትፎኣ ዋንጫ ዓለም 1998፣ ታሪኽ ሰሪሓ ናብ ፍርቂ ፍጻሜ በጺሓን 3ይ ደረጃ ሒዛን እያ። ኣከፋፈልቲ ርያል ማድሪድ፣ ሞድሪችን ኮቫቺችን ምስ ኣጥቃዕቲ መድረኽ ሰሬኣ ማንዙኪችን (ጁቬንቱስ)፣ ፔሪሲችን (ኢንተር ሚላን) ብምኳን ነዛ ብድሕረ-መጻረዩ ንግሪኽ ረቲዓ ዝመጸት ክሮኤሽያ ተወዳዳሪት ጋንታ ክገብርዋ ትጽቢት ዝግበረሎም እዮም።

ምድብ-5፦ ***ብራዚል፡ ስዊዘርላንድ፡ ኮስታሪካ፡ ሰርብያ***

• ሃገራዊት ጋንታ ብራዚል ብብዝሒ ዓወት ዋንጫ ዓለም ሓሙሽተ፡ ኣብ ቅድሚት ትስራዕ። ብራዚል፡ ብዘይካ'ዚ ኣብ ኩሉ ኣጋጣሚታት ዋንጫ ዓለም ብዘይ ምብኳር ዝተሳተፈት እንኮ ሃገራዊት ጋንታ እያ። ኮይኑ ግን እዚ ኩሉ ዝንኣ፡ ኣብ ዝሓለፈ ዋንጫ ዓለም ኣብ ሃገራ ብጀርመን 7ብ1 ተዳዂኻ ተንኪፋቶ እያ። ኣብ መጻረዪ ግጥም ኣብ ፊለማ 5ይ ተርታ ሒዛ ዘነበረት ብራዚል ንኣሰልጣኒ ተቲ ካብ ትመፅ ንደሓር ብቀጥታ መሪሕነት ክትሕዝን ነታ 2ይ ደረጃ ዝሓዘት ሃገር ብልዕሊ 10 ነጥቢ በሊጻ ቀዳመይቲ ተሳታፍነታ ዘረጋገጸት ሃገር ክትከውንን በቒዓ። ነይማር ካብ ኣጋጢምዎ ዝጸንሐ ማህረምቲ ምሉእ ብምሉእ ሓውዩ ምስ ዝቐርብ፡ ምስ 3ይ ዝኸበረ ተጻዋታይ ዓለም ኮቲንዮ፡ ጆይሱስ፡ ፓውሊንዮ፡ ካሲመሮ፡ ፈርናንዲንዮ፡ ማርሴሎ፡ ዳኒ ኣልቬዝ፡ ማርኪንዮ፡ ትያጎ ሲልቫ ዝኣመሰሉ ኣብ ዓበይቲ ክለባት ብዝመደበሮም ተጻወትቲ ኣቢላ፡ 6ይቲ ዋንጫ ዓለም ክትዓትር እዚ ተዘይሰሚሩ ድማ ኑቲ ንደገፍታ ዘቕሓረትሉ ፍጻሜ ብመጠኑ ክትድብስ ስራሕ ዝጽበያ ሃገራዊት ጋንታ እያ። ስዊዘርላንድ ኣብ መጻረዪ ግጥም 27 ነጥቢ ኣዋህሊላ ኩተብቐዕ ብፖርቱጋል ተበሊጻ ብድሕረ-መጻረዪ እያ ናብ ዋንጫ ዓለም ሓሊፋ። ስዊዘርላንድ ኣብ ዋንጫ ዓለም ሓንሳብ እያ ንምድባ መሪሓቶ ወጺኣ፡ ዝበለጸ ደረጃኣ ኣብ 1954 ርብዒ ፍጻሜ ዝበጽሓትሉ እዩ። ዝጥቀሱ ተጻወትታ፡ ቻካ (ኣርሰናል)፡ ሻኪሪ (ስቶክ)፡ ሮድሪገዝ (ኤሲ ሚላን) ክጥቀሱ ይኽእሉ። ሃገራዊት ጋንታ ሰርብያ፡ ኣቀዲማ ብዩጎዝላቭያ ኣብ ዋንጫ ዓለም ትሳተፍ ዝነበረትን ናጽነታ ካብ እትረክብ ንካልኣይ ጊዜኣ ኣብዚ መድረኽ ትርከብ። ሃገራዊት ጋንታ ኮስታሪካ ኣብ ብራዚል ዋንጫ ዓለም፡ ኢጣልያን እንግሊዝን ኣብ ምድብ ኣትሪፉ ንኡራጓይ ተኸቲላ ናብ ዙር 16 ክትሓልፍ ዝኸኣለት ታሪኻዊት ሃገራዊት ጋንታ እያ። ኣብ ሩስያ ድማ ኑቲ ናይ ቅድሚ 4 ዓመት ታሪኽ ንምስራሕ ተዳልያ ምህላዋ ካብ ወሰንቲ ተጻወትታን ሓለቅኣን ዝኾነ ሓላው ልዳት ርያል ማድሪድ ከይለር ናቫስ ገሊጹ።

ምድብ-6፦ ***ጀርመን፡ ሸወደን፡ ሜክሲኮ፡ ደቡብ ኮርያ***

• ክብራ ንምዕቓብ ኣብ ሩስያ ትቐርብ ሃገራዊት ጋንታ ጀርመን እያ። ዝሓለፈ ክራማት ንዋንጫ ኮንፈደረሽን ካፕ ብ2ይቲ ሃገራዊት ጋንታ ንቀዳሞት ተጻወትታ ኣዕሪፋ ብምዕዋት ናብ መቐናቕንታ ሃገራውያን ጋንታታት መልእኽቲ ድልውነታ ልኢኻ እያ። ሸወደን፡ ሜክሲኮን ደቡብ ኮርያን ንሃገራዊት ጋንታ ጀርመን ሓደስቲ ኣይኮናን። ንሜክሲኮ ኣብ ፍርቂ ፍጻሜ ዋንጫ ኮንፈደሬሽን ካፕ ዝሓለፈ ዓመት 4ብ1 ኣዕንያታ እያ። ምስ ሸወደን 3 ግዜ፡ ምስ ደቡብ ኮርያ ድማ 4 ግዜ ኣብ ዋንጫ ዓለም ተራኺባ ዘላ ጀርመን ሳዕለዋይ ኢድ ናታ እዩ። ምኩርን ብሉጽ ሓላው ልዳት ዋንጫ ዓለም 2014 ዝተጸውዐ ማኑኤል ኑዌር ዓመት መመላእታ ኣብ መስበርቲ ዝጸንሓሉ ፍጻሜ ገዲፍካ ኣሰልጣኒ ያኪም ሎቭ ን2ይ ተኸታታሊ ዓመት ብምዕዋት ንሃገሩ ምስ ብራዚል ብ5 ዓወት ዋንጫ ዓለም ከመዓራሪ ተበጊሱ ኣሎ። ሃገራዊት ጋንታ ሸወደን ን4 ጊዜ ተዓዋቲት ዋንጫ ዓለም ኢጣልያ ገሊፋ እያ ናብ ሩስያ ኣምሪሓ። ሸወደን ኣብ 1958 ዋንጫ ዓለም፡



ኣብ መዛዘሚ በጺሓ ብብራዚልን ፔለን 5ብ2 ዝተሳዕረትሉ እቲ ዝበለጸ ውጽኢታ እዩ። ሜክሲኮ ብብዝሒ ኣብ ዋንጫ ዓለም ምስታፍ ኣብ 5ይ ደረጃ እያ ትስራዕ። ኣብ ዝሓለፈ 6 ውድድራት ዋንጫ ዓለም ካብ ምድባ ብምሕላፍ ኣብ ዙር 16 ተገሊፋ። ደቡብ ኮርያ፡ 10 ግዜ ኣብ ዋንጫ ዓለም ብምስታፍ ካብ ኣህጉር ኤስያ ኣብ ቅድሚት ትስራዕ። ይኹን እንበር ኣብ ዝሓለፈ 10 ጸወታታት ኣብዚ ውድድር ሓንሳብ ጥራይ እያ ክትዕወት ክኢላ።

ምድብ-7፦ ***እንግሊዝ፡ ቤልጅም፡ ቱኒዝያ፡ ፓናማ***

• ኣብ 1966 ዋንጫ ዓለም ምስ ኣልዓለት ክሳብ'ዚ ግዜ ንደገፍታ ተሰፋን ሃፋን ክትገብር ዝጸንሐት ሃገራዊት ጋንታ እንግሊዝ፡ ኣብ ሩስያ ዋንጫ ዓለም ኩተልዕል ዝግምትዋ እንተ'ለው ሕጂ ውን እቶም ዘይቀብጽዋ ደገፍታ ጥራይ እዮም። ኣብ 1996 ዋንጫ ኤውሮጳ ኣብ ፍርቂ ፍጻሜ ኣንጻር ጀርመን ኣብ ፍጹም ቅላዕ ስሒቱ ካዛ ሃገራዊት ጋንታ ንስዕረት ዘቃልዓ ናይ ሕጂ ኣሰልጣኒ ጋረዝ ሳውዝጌት፡ ኣብ መጻረዩ ግጥም ዕውትቲ ጋንታ እዩ ሰሪሑ። 3 ሽቶታት ጥራይ ተመዝጊብዎ ድማ ብዘተኣማምን መገዲ ናብዚ ውድድር ኣምሪሑ ኣሎ። በቲ ዘይምሕር ኣጥቃዓይ ሃሪ ኬን ተመሪሑ፡ ኣብ ብራዚል ካብ ምድባ ንዘተገለፈትሉ ሕማቕ ታሪኽ ከይደግም ብውሕዱ ርብዒ ፍጻሜ ንክበጽሕ ድማ እዩ ቀዳማይ ዕላማ ሒዝዎ ዘሎ። ሃገራዊት ጋንታ ቤልጅም 16 ካብ 23 ትጥርንፎም ተጻወትቲ ኣብ እንግሊዛውያን ክለባት ዝጻወቱ እዮም። “ወርቃዊ-ወለዶ” ክትብል ትጠቕሶም ብሉጻት ተጻወትታ፡ ኤዲን ሃዛርድ፡ ኬቨን ደብረይና፡ ሩሜሉ ሉካኩ፡ ቲቦ ኮርትዋ፡ ያስማን ደምበለ፡ ያን ቨርተንገን፡ ኣልድዋየርድ፡ ማርዋን ፈላኒ፡ መርተንስ፡ ቤንተከ… ካልኦትን በቲ ኣብ ፕረምየርሊግ ዝተመኮረ ኣሰልጣኒ ሮቤርቶ ማርቲነዝ ከምኡ ውን ኣብ ኣርሰናል ዘይርሳዕ ታሪኽ ዝሰፈረ ተሓጋጋዚኡ ፈረንሳዊ ትየሪ ሄንርን ተመሪሖም ኣብ ሩስያ ታሪኽ ክሰርሑ ትጽቢት ዝግበረሎም እዮም። ሃገራዊት ጋንታ ቱኒዝያ ን5ይ ግዜኣ ናብ ዋንጫ ዓለም መጺኣ ኣላ። ምኩርቲ ኩብላ ዝኾነል'ኳ እንተኾነ፡ ድሕሪ 2006 ነዊሕ ተጸብያ መጺኣ ብምህላዋን ምድብ ምኽባዱን ግን ዕድል ኣይገበረትን። ሃገራዊት ጋንታ ፓናማ፡ ምስ ኣይስላንድ ንፈለማ ትሳተፍ ዘላ ሃገር ክሳብ ዝኾነት ደገፍታ ብምሕላፉ ዓጊቦም ወዲኦም እዮም።

ምድብ-8፦ ***ፖላንድ፡ ሴኔጋል፡ ኮሎምብያ፡ ጃፓን***

• እቲ ክፉት ምድብ ተባሂሉ ተጸዊዑ ዘሎ እዩ። ዓባይ ሃገራዊት ጋንታ ዘይብሉ፡ ኣርባዕቲኣን ሃገራት ብዘለወን ተመሳሳሊ ዓቕሚ፡ ክርክራዊ ውድድር ክርኢያ ትጽቢት ይግበረለን። ኣጥቃዒ ባየር ሙኒኽ ሮበርት ልቫንዶውስኪ ንፖላንድ፡ ኣጥቃዒ ሳድዮ ማነ ንሴኔጋል፡ ኣጥቃዒ ሞናኮ



ራድሚር ፋልካኦን ተሸላሚ ወርቃዊ ጫማ ዋንጫ ዓለም 2014፡ ኻሜስ ሮድሪገዝ (ባየር ሙኒኽ) ድማ ንኮሎምብያ መሪሖም ኣብዚ ምድብ ጾብለል ክብሉ ትጽበዮም ተጻወትቲ እዮም። ካብታ ን6ይ ግዜ ኣብ ዋንጫ ዓለም ትሳተፍ ዘላ ሃገራዊት ጋንታ ጃፓን ግን ብቅልቒ ክትጽውዖ ትኽእል ተጻዋታይ ኣከፋፋሊ ቦርስያ ዶርቱሙንድ ሲንጂ ካጋዋን ኣጥቃዓይ ሌስተር ሲቲ ኦካዛክን እዮም። ሃገራዊት ጋንታ ሰኔጋል ኣብ 2002፡ ኣብ ምድብ ንፈረንሳ ክትረትዕን ኣብ ርብዒ ፍጻሜ ክትበጽሕን ካብ ዘኽኣልዋ ናይቲ እዋን ተዘከርቲ ተጻወትቲ፡ ኣሉ ሲሰ ሕጂ ኣሰልጣኒ ኮይኑ ናብ ሩሲያ ኣምሪሑ ኣሎ። ተጻወትቱ ነቲ ናይ 2002 ታሪኽ ጽቡቕ ጌሮም ሰኒቖሞ ምህላዎም ድማ ይገልጽ።

**ገንዘባዊ ሽልማት!**

ፊፋ ኣብዚ ናይ ሎሚ ዓመት ዋንጫ ዓለም፡ 400 ሚልዮን ዶላር ገንዘባዊ ሽልማት ሰሊዑ ኣሎ። ነፍስወከፍ ሃገር ናብዚ ውድድር ብምሕላፉ ጥራይ 8 ሚልዮን ዶላር መበገሲ ክወሃባ እዩ። ተዓዋቲት ሃገር 38 ሚልዮን፡ 2ይቲ 28 ሚልዮን፡ 3ይቲ 24 ሚልዮን፡ 4ይቲ 22 ሚልዮን ዶላር ክሽለማ እየን። ካብ ርብዒ ፍጻሜ ዝተገለፋ፡ ነፍስወከፈን 16 ሚልዮን፡ ካብ ዙር 16 ዝተገለፋ ድማ ነፍስወከፈን 12 ሚልዮን ዶላር ካብ ካዝና ፊፋ ክቕበላ እየን።

ስታድዮማት!

ሩስያ፡ ኣርባዕተ ሓደስቲ ዝተሰርሑ ዝርከብዎም፡ 12 ስታድዮማት ን64 ጸወታታት ቐሪባ ኣላ። ካብዚኦም 81 ሽሕ ደገፍቲ ናይ ምእንጋድ ዓቕሚ ዘለዎ ኣብ ርእሰ ከተማ ሞስኮ ዝርከብ ስታድዮም ሉዚኒስኪ፡ ንመኽፈቲ ግጥም ሩሲያ ኣንጻር ሱዑዲ ዓረብን ናይ መዛዘሚ ጸወታን ከአንግድ እዩ። እዚ ስታድዮም ንመዛዘሚ ግጥም ሻምፕዮንስሊግ ኤውሮጳ 2008፡ ማንቸስተር ዩናይትድ ኣንጻር ቸልሲ ዘአንገደ እዩ።